NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ




መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

- ደወል ተበራበር
- ኤርትራን ጎደቦኣን
- ሓበን ክልተ ወለዶታት
- 'ደገፍን ተቓዋምን'
- ተፋትዮም ድዮም ተፋቒሮም?

ኮኾብ ኣመዝጋቢ ሽቶ ሴካፋ 2021



ጻንሒት ምስ ምሁር ስነቑጠባ

ኣፍራዩት ኣቐሑን ህያብን ስልማትን




**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

መስከረም 2021 ቁ.69

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ




**ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፣ ሓበሬታ፣ ኣበርክቶ፣ መአረምታ፣ ነቐፌታ ወዘተ. በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።**

**መጽሔት “መንእሰይ”**
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

**መጽሔት መንእሰይ ብዘወሳኺ ኣብ**
www.shabait.com (menesey magazine)
**ክትረኽቡዋ ትኽእሉ።**

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ሰውራ ኤርትራ ብዘይዝኾነ ደገፍ፡ ምስ ሓያላት ተረባሪቡ፡ ናጽነት ኤርትራ ከረጋግጽ ዘኽኣሎ ምስጢር እንታይ'ዩ ነይሩ? እንተድኣ ኢልና፡ እቲ ረቂቕ ሓይሊ፡ ማለት ፖለቲካዊ ብቕዓት ተቓላሳይ ህዝብና እዩ ነይሩ። ሓይሊ ገንዘብ ኣይኮነ፡ ሓይሊ ኣጽዋር።

ኣብ ዝሓለፈ ርብዒ ዘመን ኣብ ልዕለና ዝተፈተነ ወተሃደራዊ፡ ጸጥታዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊን ዲፕሎማሲያውን መልክዓት ዝነበሮ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታትን ሸርሒታትን እውን፡ ሳላ'ቲ ኣብ ነዊሕ ቃልሲ ዝተሃንጸ፡ ብዙሓት ሃገራት ክውንንኦ ዘይክኣላ ረቂቕ ሓይሊ፡ ሃገራዊ ጥምረትን ንቕሓትን ኢና፡ ብልዑል ተጻዋርነትን ተወፋይነትን ክንምክቶን ክንሰግሮን ክኢልና።

እዚ ረቂቕ ሓይሊ'ዚ እምበኣር፡ ካብ ገንዘብን ዝተራቐቐ ኣጽዋርን ንላዕሊ፡ ብሉጽ ህዝባዊ ዕጥቂ ምዃኑ ኣመስኪሩ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ምስናይ ኩሉ ተጻብኦታት፡ ውሽጣዊ ጸጥታኡን ሰላሙን ዓቂቡ፡ ብርእሰ ተኣማንነት ክጓዓዝን፡ ነቶም ብዓቕሚ ኣዝዮም ጸብለል ዝብልዎ ሓይልታት ኣረብሪቡ፡ ወትሩ ዕዉት ኮይኑ ክወጽእን ወሳኒ ግደ ክጻወት ዝጸንሐ ድማ'ዩ።

ናትና ታሪኽ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ካልኦት እውን ከምዘረጋግጾ፡ ኣብ እዋን ኲናት ይኹን ሰላም፡ ንሓይሊ ሓደ ሕብረተሰብ ዝውስኑ፡ ብዙሓት ረቛሒታት እኳ እንተለዉ፡ ኣይከም ፖለቲካዊ ብቕዓትን። ዕዉት ህዝቢ፡ እቲ ጸግዒ ዘለዎ፡ ወይ ገዚፍ ሰብኣዊን ንዋታዊን ጺጋታት ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ክብርታትን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓትን ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ኣብዚ ጎዶቦና ሓይሊ ሚዛኑ በሪኹ ክወጽእ ምኽኣሉ ኸኣ፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ደጊሙ ኣድሚቕዎ ኣሎ።

ሕጂ'ውን ኣብዚ ናይ መኸተ፡ ንቕሓትን ልምዓትን እዋን፡ ብሕልፊ ተረካቢት ሃገር መንእሰያት፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ዓወትን ብርታዐን ህዝብና ዝኾነ ረቂቕ ሓይሊ፡ ማለት ፖለቲካዊ ብቕዓት ክንዕቅቦ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ ከነሰስኖ ከድልየና'ዩ።

ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ነዚ ልዒሉ ዝተጠቕሰ ጉዳያት ዘሐይል መነቓቕሒ መልእኽቲታትን ሓሳባትን ኣውራ ኣተኩሮኣ ገይራቶም ኣላ። ሽሕኳ ኣብ ጻጽባሕ ክቀያየር ንዕዘቦ እንተሎና፡ ብዛዕባ ህሉው ኲነታት ቀርኒ ኣፍሪቃ (ኤርትራን ጎደቦኣን) ሓፈሻዊ ስእሊ ክህብ ትጽቢት ዝግበረሉ ትሕዝቶ'ውን ብመልክዕ ትንታነ ተዳልዩ ኣሎ።

ኣብ ኮሌጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ-ቐይሕ መምህር ስነቑጠባን ዳይረክተር ጉዳያት ተመሃሮን ኰይኑ ዝሰርሕ ምስ ዘሎ መንእሰይ ዶክተር ኣሚነ ተኽላይ ዝተኻየደ ሰፊሕ ቃለመጠይቕ ቀሪቡ ኣሎ። ኣብ ዝተኻየደ ጻንሖት፡ ብሕልፊ ኣብቲ ዝተማህረሉ ዓውዲ ዕምቈት ፍልጠቱን ሞያዊ ተመኩሮኡን ብዝሰፍሐ ኣካፊሉ ኣሎ። ኣብ ስነቁጠባ ዝህልወና ንቕሓት ክነዕቢ ደራኺ ጽልዋ ክህልዎ ምዃኑ ድማ ኣየጠራጥርን። ኣብ ስነጥቡብን ስፖርትን ዕዉት ስርሓት ከካይዱ ምስ ዝጸንሑ ሃበርም መንእሰያት ስነጥበበኛ ሳምራዊት ዓንዳይን ስፖርተኛ ዓሊ ሱሌማንን እተኻየደ ወግዕታት'ውን ኣብ ዓዓምዱ ቀሪቡ ኣሎ።

ዘለናዮ እዋን፡ ብዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ተክኖሎጂን'ዩ ዝጽዋዕ። ብዘመነ ኮምፒዩተር ወይ ብዘመነ ዲጂታል'ውን ይጽዋዕ'ዩ። መንእሰያት ኣብዚ ማዕበል ዘመነ ሓበሬታን መራኸቢታት ቴክኖሎጂን ሓምቢሶም ክወጹ እንተደኣ ኰይኖም፡ ኣብ ተክኖሎጂ ዘሎ ፈጣን ምዕባለታት ክፈልጡን ክመራመርሉን ከድልዮም እዩ። ዓምዲ ተክኖሎጂ ምስ ትስፉው ፈጠራዊ ተክኖሎጂያዊ ስራሕ ዘመንና ዘላልዩ ዓንቀጻት ሒዛ ክትወጽእ ጸኒሓ ኣላ። ንሎሚ ብዛዕባ ደመናዊ ቅማረታትን ምምስራሕ መከላኸሊ ኪታበትን ዘላልዩ ትሕዝቶታት ተኣንጊዶም ኣለዉ።

መጽሔት መንእሰይ ካብዚ ዘላቶ ዝያዳ ኣዕጋቢትን መሳጢትን ኮይና ክትቀርብ፡ ተሳታፍነትን ኣበርክቶን ኣንበብታ ከይፍለያ ናይ ወትሩ ምሕጽንታኣ እዩ።

ቪቫ መበል 60 ዓመት ምጅማር ዕጥቃዊ ተጋድሎ!

# ዲሃይኩም

## ወግዒ ፍርድቤት

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምስ ፍርድቤት ዝተኻየደ ወግዒ እምበረ-መጠን መሳጢ ነይሩ። መጽሔት መንእሰይ ከምዚ ዝኣመሰልዎ ዓሚቕን ምቁርን ወግዒ ሒዛትልና ምውጻኣ፡ ክብረት ይሃበልና እብላ። መንእሰያት ካብ'ዞም ብዙሕ ሞያን ተመኩሮን ዝደለቡ ኣያታትና እንቐስሞ ትምህርቲ ኣዝዩ ብዙሕ ስለዝኾነ፡ መጽሔት መንእሰይ ክተተባብዖን ክትደፍኣሉን እላበዋ።

*ኣርሴማ ፍትዊ ካብ መንደፈራ*

## ንዘያዳ ጽባቐን ሰሓብነትን

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ትሕዝቶኣ ይኹን ብዝሒ ገጻታ ኣዝያ ጽቡቕ ኣላ። ኣብ ዓምዲታት ጉዳያትን ሓሳባትን ዝቐርቡ ትሕዝቶታት ዕምቈት ዘለዎም ስለዝኾኑ፡ ሜላታት እናቐያየረት ብዝሓየለ ክትደፍኣሎም ዝግባእ'ዩ።

መጽሔት መንእሰይ፡ ካብ መንእሰያት ብዕድመ ድፍእ ዘበሉ ዝያዳ ክብህግዋ ስለዝተዓዘብኩ ግና ቅኑብ ግር ኢሉኒ። ምናልባት፡ ኑቶም ቀንዲ ታርጌታ (ኮተቴን ኣፍለ መንእሰያትን) ትዝንግዖም ከይትህሉ እዩ ስክፍታይ። ጽሑፋት ተጽዕቕን ተዐጽቕን እንተኾይና፡ ዋላ ዓሚቕ ቁምነገር እንተሃለዎ፡ ንነኣሽቱ ዘይክምስጦም ስለዝኽእል፡ ንዕድመ ናይ'ቶም ቀንዲ ታርጌታ ዝበቅዕ፡ ፍኹስ ዝበለ ትሕዝቶታት ኣዘኒቓ ከተውጽእ ከድልያ ኮይኑ እስመዓኒ።

ኣብ ዓምድታት ሃበርም፡ ኣካዳሚ፡ ሕብረተሰብ፡ ባህልን ስነጥበብን፡ መለሳ፡ ስፖርት ዝቐርቡ ትሕዝቶታት ንኹሉ ክፋል ሕብረተሰብ ዘገድሱ ስለዝኾኑ፡ ቅኑብ ፍኹስ ኢሎም እንተወጺኦም ክምስጦም ይኽእል'ዩ። ዓምዲታት ልብወለድ፡ ዘልኩደኣ ምቁራጸን'ውን ጽልዋ ክህልዎ ይኽእል'ዩ። እኒ ከም በዓል ካርቱናት፡ ግጥምታት፡ ትንታነ ጥቕሲ፡ ዋዛታት፡ ጥቕስታት እውን ኣዛነይትን መሰጥቲን ስለዝኾኑ ብዘይ ብኩራት ክትደፍኣሎም ኣለዋ።

ኣብዚሕካዮ ደኣ ከይትብሉኒ'ምበር፡ ብጽቡቕ ስእልታት ዘጌጸ ትሕዝቶታት ሒዛ፡ ኣብ ዘብለጭልጭ ልሙጽ ወረቐት ብሕብራዊ ተሓቲማ እንተትቐርበልና ኸኣ ግርም ነይሩ። ዝሃብክዎ ርእይቶታት፡ ንዝያዳ ጽባቐን ሰሓብነትን ኮይኑ፡ ኣድናቖተይ ኣብ ቦታኡ'ዩ።

*እምባየ ተኽላይ ካብ ሚኒስትሪ ጥዕና*

## ቢላ ዓንቀጽ

ኣብ ዓምዲ ሓሳባት ብኤርምያስ ሰሎሞን ተዳልዩ ዝቐርብ ዓንቀጽ ማራ'ዩ ዝስሕበኒ። ኣብ ናይ ዝሓለፈ ሕታም ግና ገንጺለ ገናጺለ ዓናቀጹ ክረኽቦ ዘይምኽኣለይ ቅር ኢሉኒ። እቲ ብኩራት ካብ ኤርምያስ እንተኾይኑ፡ ዝግደሱልካ ኣንበብቲ ዓማዊል ኣለዉኻ'ሞ ብርዕኻ ኣይተንቅጽ እብሎ። ካብ መጽሔት




መንእሰይ እንተኾይኑ ኸኣ መልእኽተይ ኣመሓላሊፈ'ለኹ።

*እዮኣብ ሙሴ ካብ ምህራም ጭራ*

## ብዝሓየለ ክቕጽል

ብሸሃብ ኣርኣያ ዝወጽእ ዘሎ ዜስደምም ሓቅታት ኣዛናዩን መሃርን እዩ'ሞ ብዝሓየለ ክቕጽል። ከም በዓል ዋዛታትን ካርቱናትን ዝኣመሰሉ ቅንጥብጣባት ድማ መማቕርቲ ስለዝኾኑ፡ ኣይተውሕዱ።

*ዓብዱ ዑስማን ካብ ባጽዕ*

## ኣባኺ'ሎ ሙዳይ

**ንስኺ ፓሪሰይ ... ንስኺ ቬጋሰይ**
**ንስኺ ሮማይ ... ንስኺ ለንደነይ**
**ንስኺ ግርማይ ... ንስኺ ጽባቐይ**
**ንዓለም ንእሽቶ ... ንዓይ ግን ዓለመይ**
**ኣባኺ`ሎ ሓጎሰይ ... ናይ ልቢ ሰሓቐይ!**
**ኣባኺ`ሎ ሙደይ ... ዝቐስቐስ ንውሽጠይ**
**ምሳኺ`ሎ ጥዑም ... ዝመልእ ዕግበተይ!**
**ኣስሚረይ ቅጭነይ ... ኣስሚረይ ወለላይ!**
**ኣስመራ ጻዕዳ!**
**ኣስመራ ወለላ!**

*ኣርያም ወልደኣብ*
*ካብ ሕ.መ.ኣመሪካ*

ደሃይ ማሕበር

# መኸተ ፡ ንቕሓትን ልምዓትን

## ኣተኩሮ ማሕበር 2ይ መንፈቕ

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ካብ 6-7 ሓምለ ኣብ ኣስመራ ኣብ ዘካየዶ ኣኼባ፡ ናይ ቀዳማይ መንፈቕ ንጥፈታቱ ብዕምቈት ብምግምጋም ኣብ ትግባረ መደባት ናይ ካልኣይ መንፈቕ ውጥን ስራሕ ዘተዩ።

ኣብ'ቲ ሓለፍቲ ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ዝተሳተፍዎ ሽዱሽተ ወርሓዊ ኣኼባ፡ ማሕበር፡ መምርሒ ሓይሊ ዕማም ኮሮና ቫይረስ ብምኽታል፡ መንእሰያትን ተመሃሮን ብቕርጡው ዝሳተፍዎ መስርሕ ንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቅን ክካየድ ምጽንሑ ኣብ ዝቐረበ ገምጋማዊ ጸብጻብ ተገሊጹ።

ዓቕሚ ትካላት መንግስቲ ንምዕባይን መንእሰያት ሞያ ቀሲሞም ነብሶም ዝኽእልሉ ባይታ ንምፍጣርን፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ንኣስታት 3 ሽሕ መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት መበገስን መሐየሊን ዝኸውን ናይ ሓጺርን ነዊሕን (ካብ 3 ክሳብ 9 ወርሒ ዝወስድ) ሞያዊ ስልጠና ከም እተዋህበ እቲ ጸብጻብ የረድእ።

ማሕበር፡ ታሪኻዊ ንቕሓት መንእሰያት ንምዕባይ ዝዓለመ፡ "ቡያ" እተሰምየ ውድድር ሓፈሻዊ ፍልጠት ኣብ ኩለን ዞባታት ከም ዘካየደን፡ ዛጊት ኣብ ሞንጎ መንእሰያት ሰራሕተኛታት ዝጀመረ ውድድር፡ ካብ ስድራቤት ክሳዕ መላእ ሕብረተሰብ፡ ካብ ዝተሓተ ውዳቤታት ናብ ዝለዓለ ተዘርጊሑ ባህሊ ንባብ ኣብ ምዕባይ ምቕሉል ኣበርክቶ ክህልዎ ትጽቢት ከም ዝግበረሉን ኣብቲ ኣኼባ ተገሊጹ።

ማሕበር ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ንጥፈታቱ፡ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ተሳታፍነትን መንእሰያት ንምሕያልን ብቑዓት ሓላፍነታውያን ካድራት ንምምልማልን ዝካየዱ ዘለዉ ስርሓት፡ ሃገራዊ ክብርታት ንምዕቃብን ምምዕባልን ይሳለጡ ዘለዉ ንጥፈታት፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ኣብ ዝካየድ መስርሕ ውዳበ ዝተዓመ መደባት፡ ኣብ ዝበዝሓ ዞባታት ብውዳበ ጨንፈር ሰራሕተኛታት መንእሰያት ንስድራ ስዉኣት ዝተገብረ ምሕብሓብን ገንዘባዊ ሓገዝን፡ ኣብ ዜናውን ጎስጓሳውን ዝተሰላሰሉ ስርሓት ብደቂቕ ብምግምጋም፡ መሐየሊ ሓሳባትን መምርሒታትን ተዋሂብዎም።

ኣብ ዝመጽእ ሽዱሽተ ወርሒ፡ ኣብ ስነ-ፍልጠትን ጥበብን ከምኡ'ውን ኣብ ግብራዊ ተሞኩሮን ልምምድን ዘተኮረ ንኣባላትን ስታፍን ማሕበር ፍሉይ ኮርስ መሪሕነትን ምሕደራን ክወሃብ፡ ኣብ ኩለን ዞባታት ኣብ መንእሰያትን ተመሃሮን ዝካየድ ስሩዕ መስርሕ ንቕሓትን ውዳበን ዓይነታዊ ኣበርካቲን ንምግባሩ ብዕቱብ ክስረሓሉ፡ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲን ኮለጃትን ዝወሃብ መነቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ጎስጓስን ክሕይል፡ መረዳእታን ተሳታፍነትን መንእሰያት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዘዕብዩ ንጥፈታት ክካየድ፡ ክኸይድ ዝጸንሐ ማእቶታዊ ስራሓት ብዝሓየለ ክቕጽል፡ ኣብ ምሕያል ማእከላትን ምህዞን ሰንዓን ክምዕብል ዝጸንሐ ኣገዳሲ ፕሮጀክት ናብ ግብራዊ ስራሕ ክሰጋገር ዝብሉን ካልኦትን ብኣተኩሮ ክስረሓሎም ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ተበጺሑ።

ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ መዘዝሚ ቃል፡ ኣብ ዝሓለፈ መንፈቕ ዓመት፡ ሳላ ውሁድ ስራሕ ኣካላት መንግስትን ግንባርን ሕብረተሰብን፡ መንእሰያት ሞያን ፍልጠትን ንቕሓትን ከም ዝዓጥቁ ኣብ ምግባር ኣድማዕን ስሉጥን መስርሕ ክካየድ ከም እተኻእለ ጠቒሱ፡ ተሪፉ ኣብ ዘሎ ኣዋርሕ'ውን ናብ'ቲ ሓይሊ ሚዛንና ናብ ዝበረኸ ደረጃ ዘዕረገ ኤርትራዊ መንእሰይ ዘማእከለ ሓባራዊ ናይ ንቕሓትን ዕጥቅን መደባት ክካየድ ምኳኑ ገሊጹ።

ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ፡ ኣብቲ ኣኼባ ተረኺቡ፡ ንመድረኻዊ ኣተኩሮ መኸተ፡ ንቕሓትን ልምዓትን ኣመልኪቱ ንኣኼበኛታት መርሓ-ጎደና ሂቡ።



# “ብዙሕ ጥበብ ከሲብና”

## ዕጩታት ምሩቓት ስልጠና

***ሃማመተኤ ምስ መሻርኽቲ ሃገራዊ ማሕበራት ብምትሕብባር፡ ብርክት ንዝበሉ መንእሰያት ናይ ነዊሕን ሓጺርን ስልጠና ይህብ ከም ዘሎ ክግለጽ ጸኒሑ ኣሎ። ገለ ካብዚኦም ስልጠናኦም ዛዚሞም፡ ቀዳም 10 ሓምለ ኣብ ሰዓታት ድሕሪቐትሪ ተመሪቖም። ኣብ`ቲ ናይ መመረቕታ ኣጋጣሚ ሚኒስተር ሚኒስትሪ ቱሪዝም ወይዘሮ ኣስካሉ መንቆርዮስ፡ ኣቦ መንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲንን ካልኦት ሓለፍትን ተረኺቦም ነይሮም። እቶም ብዓውድታት ጽገና ኮምፕዩተር፡ ሶፍትዌር ኣፕሊኬሽን፡ ተንቀሳቓስን ደረቕን ካሜራ፡ ኤዲቲንግን ግራፊክስን፡ ቲቪ ፕሮዳክሽን፡ ኣጸሓሕፋ ዓንቀጽ ከምኡ'ውን ብዓውዲ ጋዜጠኝነት ዝተመረቑ 280 ሰልጠንቲ ንሽዱሽተ ወርሒ ትምህርቶም ዝተኸታተሉ እዮም።***

***ካብ`ዞም ንመመረቕታ ዝበቕዑ ሰልጠንቲ እተን 54% ደቂ ኣንስትዮ ምንባረን ኣብቲ ናይ መመረቕታ ስነ-ስርዓት ተገሊጹ። ብሓፈሻ ዕላማ ናይ`ቲ ስልጠና ዓቕሚ ትካላት መንግስትን ዓቕሚ መንእሰያትን ንምዕባይ ምንባሩ እውን ኣብ`ቲ ምሽት ተገሊጹ እዩ። ብዘይካ እዞም ናብ ምዝዛም ዝበቕዑ ስልጠናታት፡ ካልኦት ክሳብ ትሽዓተ ወርሒ ዝዘርግሑ ስልጠናታት እውን ይካየዱ ከም ዘለዉ ኣወሃሃድቲ ናይ'ቲ ስልጠና ገሊጾም። ልኡኽ መጽሔት መንእሰይ መርሃዊ ታደሰ ምስ ዕዉታት መንእሰያት ናይ'ቶም ዝተዛዘሙ ስልጠናታት ዝገበሮ ዝርርብ ቀጺሉ ቀሪቡ ኣሎ።***

ኣብዚ ዝተኻየደ ስልጠና ድማ ኣብ ዓውዲ ጋዜጠኝነት ብውልቀይ ቀዳመይቲ ብምኳን ንሽልማት ክበቅዕ እንከለኹ፡ ኣብቲ ብጉጅለ ዝተኻየደ ውድድር ምድላው ፕሮጀክት (Project) ድማ ምስ ጉጅለይ ብሓባር ብዝሰራሕናዮ ስራሕ ካልኣይ ደረጃ ሒዝና ተዓዊትና።

ኣገዳስነት ናይ`ዚ ንኣስታት ሽዱሽተ ወርሒ ብምኩራት መማህራን ክወሃብ ዝጸንሐ ስልጠና ኣዝዩ ልዑል'ዩ። ከምዚ ዓይነት ስልጠናታ ቀጻልነት ክህልዎን ናብ ዝለዓለ ደረጃ (Advanced) ገጹ ንኽሰጋገርን ድማ እምሕጸን።



ሚካል ሚካኤል

ሚካል ግርማይ

### ንምጽናዕ ዝድርኽ ኮይኑ ረኺበዮ

ኣብ ሞያ ጋዜጠኝነትን ሞያ ኣርትያትን ግራፊክስንየ ሰልጢነ። እዚ ዝወሰድክዎ ስልጠናታት ድማ ነቲ ኣብ ኮለጅ ዓዲ-ቐይሕ ዝወዳእክዎ ናይ ስነ-ጥንቲ (Archaeology) ትምህርተይ ኣዝዩ ሓጋዚን ደራዕን ኮይኑ'የ ረኺበዮ። በዚ ዝወሰድክዎ ስልጠና፡ ንባህላውን ባህርያውን ውርሻታት ሃገርና ንማሕበረሰብ ዓለም ኪይተጸገምኩ ከላሊ ክሕግዘኒ እዩ።



ፌቨን ገብረሚካኤል

ከምዚ ዝኣመሰልዎ ስልጠና፡ እንተላይ ኣብ ርሑቕ ከባቢታት ንዘለዉ መንእሰያት ክሳተፍ እትስፎ። ትምህርቲ ስለዘይውዳእ ከኣ፡ ዝሓየለን ዝዓሞቖን ፍልጠት ንምድላብ፡ ደረጃታት ክህልዎን ቀጻልነቱ ክረጋገጽን እትስፎ።

ፌቨን ገብረሚካኤል

### ዝነበረኒ ዝንባለ ዘሐይል

ካብ ቁልዕነተይ ኣትሒዘ፡ ዝነበረኒ ውሽጣዊ ዝንባለ ጋዜጠኛ ምኳን እዩ። መራኸቢታት ብዙሃን ምክትታል እፈቱየ። ብሕልፊ ዝስሕቡኒ መደባት ተለቪዥን ምርኣይ ኣዘውትር ስለዝነበርኩ፡ እቲ ዝንባለ ካብኡ ዝነቐለ ክኸውን ይኽእል`ዩ። ኣብዚ ንሽዱሽተ ወርሒ ዝተኻየደ ብርክት ዝበሉ ስልጠናታት ዝሓቖፈ ትምህርቲ ኸኣ ነቲ ብቑልዓይ እንከለኹ ዝነበረኒ ዝንባለ ንምትግባር ብሞያ ጋዜጠኝነት ክስልጥንየ መሪጸ።



ሰናይት ተስፋይ

### ኣብ ኩሉ ክባጻሕ ክስረሓሉ

ምስ ናተይ ዝንባለ ዝሳነ ክልተ ዓይነት ስልጠና`የ ወሲደ። እታ ሓንቲ ስልጠና ምድላውን ምቕራብን መደባት ተለቪዥን ክትከውን እንከላ፡ እታ ካልኣይቲ ስልጠና ኸኣ ስልጠና ደረቕን ተንቀሳቓስን ስእልታት`ያ።

ነዘን ስልጠናታት ዝመረጽክሉ ምኽንያት፡ ኣቐዲመ ኣብ ናይ ሞዴል፡ ዲዛይነርን ሜክኣብን ሞያ ቡብደረጃኡ ካብ ነዊሕ እዋን ኣትሒዘ ክነጥፍ

ስለ ዝጸናሕኩን ኣብ መጻኢ'ውን ብዝለዓለ ደረጃ ክቕጽሎ ስለ ዝደልን ኣብ መዓልታዊ ንጥፈታተይ ክሕግዘኒ ኢለ'የ።

ኣብ ስልጠና ምድላውን ምቕራብን መደባት ተለቪዥን፡ ብውልቀይ ንተራን ኣገዳስነትን ፋሽን ኣብ ሕብረ-ተሰብ ዓለም ትገልጽ ምስ ዝተፋላለዩ ክኢላታት ማለት ምስ ክኢላታት ናይ ባህሊ፡ ናይ ፋሽን፡ ናይ ደዛይንን ናይ ስኑልቦና ሞያውያንን ቃለ መሕትት ብምግባር ሓንቲ ሓጻር ዶክመንታሪ ስራሕ ስለ ዘዳለኹ ብፍሉይ ብናይ ውልቂ ኣበርክቶ ተሸላሚት ክኸውን በቒዐ። ናይ ብሓቂ ድማ ሓጎስ ተሰሚዑኒ።

መምህራንና ብልዑል ተገዳስነት እምህሩና ስለዝነበሩ፡ ልባዊ ምስጋና ይግብኦም። ሃማመተኤ ኸኣ ብዓቢኡ። እዚ ስልጠና ኣብ ኩሉም ከምዚ ዓይነት ዝንባለ ዘለዎም መንእሰያት ክባጻሕ ዝሰርሓሉ እላቦ።

ሰናይት ተስፋይ

## ብዙሕ ጠቢብ ከሲብና

ሓደ ካብቶም ኣብ ኤዲቲንን ግራፊክስን ስልጠና ዝወሰዱ መንእሰያት'የ። ቅድሚ ሕጂ ብዛዕባ ኤዲቲንን ግራፊክስን ዝነበርኒ ኣፍልጦን ሕጂ ነዚ ስልጠና ምስ ወሰድናክዎ ደሊበዮ ዘለኹ ፍልጠትን ብዙሕ ፍልልይ'ዩ ዘለዎ።

ኣብ ተለቪዥን ፕሮዳክሽን (TV Production) ብዘይ ኣርትዖት (ኣዲቲን) ዋላ ሓንቲ ክትገብር ኣይትኽእልን ኢኻ። ተራ ናይ ኣዲቲን ኣብ ቪድዮ ፕሮዳኽሽን ኣዝዩ ወሳኒ'ዩ። መምህርና ኣዝዩ ምኩር ስለዝነበረ፡ ብዙሕ ጥበብ ክንከስብ ክኢልና ኢና።

ብመሰረት እቲ ዝተማሃርናዮ ንበቕዓትና ዝገልጽ ፕሮጀክት ክነዳሉ ስለ ዝነበረና ኸኣ ንንጥፈታት ናይ'ቲ ስልጠና ትገልጽ፡ ተመሃሮ እናተማሃሩ እንከለዉ እተርኢ ዶክሜንታሪ ፊልም ብጉጅለ ብምሃናጽ ኣዳሊና። በቲ ዘርኣናዮ ብቕዓት ድማ ብኤዲቲንን ግራፊክስን ቀዳሞት ኮይንና ክንዕወት በቒዕና።

እዚ ብጉጅለ ኮይንካ እናተማላለእካ ዝስራሕ ዕዮ ኸኣ ኣዝዩ ውጺታዊ ኮይኑ ረኺበዮ፤ ካብ ሓደ ርእሲ ክልተ ርእሲ ስለ ዝበልጽ። ኣብ'ዛ ዝሰራሕናያ ስራሕ ከኣ ኩሉ ሰብ ነናቱ እጃም ስለ ዘበርከተ ኢና ኣብ'ዚ ውድድር ዝበለጸ ደረጃ ክንሕዝ ክኢልና።

ቁጽሪ ናይ'ዞም ብዝተፋላለየ ሞያ ተመሪቖም ዘለዉ መንእሰያት እንተርኢናዮ'ውን ቀሊል ቁጽሪ ኣይኮነን። ስለዚ ብዝተኻእለ መጠን ነዚ ዝተመሃርናዮ ትምህርቲ ናብ ተግባር ክንቕይሮን መመሊስና ክነማዕብሎን ምእንቲ፡ ሃማመተኤ ሓደ ናይ ትግባረ ባይታ ውጥን ብምድላው ብሓባር ኮይንና ብግብሪ ንሰርሓሉ ዕድላት ክፈጥረልና እላቦ።

ኣሮን ሚኪኤል

## ዝድነቕ ኣገባብ ኣመሃህራ

ኣብ'ዚ ንሸዱሸተ ኣዋርሕ ዝቐጸለ ስልጠና ብሃርድዌርን ጽገና ኮምፒተርን'የ ተመሪቐ። እዚ ስልጠና'ዚ ኸኣ ኣዝዩ ዝድነቕ ኣገባብ ናይ ኣማሃህራ ዝነበሮ ስልጠና'ዩ ነይሩ።

ኣብ'ዚ ጠቕላላ ኣፍልጦ ዘይነበረና፡ ቁሩብ ኣፍልጦ ዝነበረና፡ ጽቡቕ ዝኾነ ኣፍልጦ ዝነበረና መንእሰያት ኩሉና ብሓንሳብ ተሓዋዊስና ነዚ ስልጠና ክንወስዶ እንከለና ኸኣ ናይ ዝዛ ርእሱ ብልጫ ነይርዎ።

ኣብ'ዚ ናይ ሃርድዌርን ጽገና ኮምፒተርን ስልጠና፡ ብጉጅለ ኴንና ኢንዲከይተር (Indicator) ሰሪሕና። ኤለክትሪክ ይሓልፍ ኣሎ ድዩ የለን እትሕብር መሳርሒት'ያ። ነዛ ስራሕ እዚኣ ክንሰርሕ እንከለና፡ ብዙሕ ብድሆታት'ዩ ዝገጠመና ነይሩ። ብዙሕ ግዜ እቲ "ኮምፖነንት" ይቃጸለና ነይሩ'ዩ። ኣብ መወዳእታ ግና ዓቕሊ ገይርና እታ ንደልያ ዝነበርና ስራሕ ተዋሂሂድና ብምስራሕ ኣብቲ ብጉጅለታት ዝግበር ዝነበረ ውድድር ምድላው ፕሮጀክት ጉጅለና ቀዳመይቲ ኮይና ክትዕወት በቒዓ ማለት'ዩ።


ኣሮን ሚኪኤል


ኣክረም ሳልሕ


ናሆም ካሕሳይ

በዚ ኣጋጣሚ ከምዚ ዓይነት ትምህርቲ ቀጻልነት ክህልዎን ናብ ደረጃ ኣድቫንስድ " ክሰጋገርን እላቦ።

መንእሰይ ኣክረም ሳልሕ

## ጸገማት ንምፍታሕ ዝሕግዝ

ኣብዚ ዝተኻየደ ስልጠና ብሃርድዌርን ጽገና ኮምፒተርን ከምኡ ድማ ብሶፍትዌር ኣፕሊከሽንን'የ ተመሪቐ። ነዚ ሞያዚ ዝመረጽኩሉ ምኽንያት ከኣ ካብ ብቕልዓይ እንከለኹ ናይ ኮምፒተር ነገራት ደስ እብለኒ ስለ ዝነበረ'ዩ። ኣብዚ እዋንዚ ኸኣ ኣነ ኣባል ሚኒስትሪ ምክልኻል ኮይነ ኣብ ኣሃዶይ ኣብ ጨንፈር ናይ ኣይቲ (IT)'ን ስኑዳትን'የ ዝሰርሕ ዘለኹ። ስለዚ ኣብ ስርሐይ ክሕግዘኒ ምዃኑ ኣሚነ'የ ነዚ ኮርስ እዚ ወሲደዮ።

ኣብዚ ናይ ሶፍት ዌር ኣፕሊከሽን (Software application) ስልጠና ብውልቀይ ቀዳማይ ኮይነ ክዕወት እንከለኹ፡ ኣብቲ ብደረጃ ጉጅለታት ዝተኻየደ ውድድር ምድላው ፕሮጀክት ከኣ ጉጅለና ቀዳመይቲ ኮይናያ ተዓዊታ። እዚ ስልጠና'ዚ ነቲ ኣብ ሚኒስትሪና ከጋጥም ዝኽእል ጸገማት ንምፍታሕ ኣዝዩ ክሕግዘኒ እዩ ዝብል እምነት እዩ ዘለኒ።

መንእሰይ ናሆም ካሕሳይ

# “ሰዓድ ሮሞዳን ፥ ሰብ ክትከውን ዝምህረካ ሰብ’ዩ ነይሩ”

ናይ ቀረባ ፈለጣቱ



ብጻይ ሰዓድ ሮሞዳን ስዒድ ምዕራፉ ምስ ተነግረ፡ ንስድራቤቱ፡ ንመሳርሕቱን ፈተውቱን ኣዝዩ ኣሰንባዲ እዩ ነይሩ።

ብጻይ ሰዓድ ሮሞዳን ብ25 ግንቦት 1961 ኣብ ሓጋዝ ተወሊዱ። ናይ ኣካዳሚ ትምህርቱ ካብ መባእታ ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ኣብ ሃገራት ሱዳንን ሊብያን፡ ናይ ዩኒቨርስቲ ትምህርቱ ድማ ኣብ ሃገረ ሊብያ ብዓውዲ ስነ-ፍልጠት ምግብን ተክኖሎጅን ተኸታቲሉ፡ ተመሪቑ።

ብ1996 ናብ ሃማመተኤ ዝተጸንበረ ብጻይ ሰዓድ ሮሞዳን፡ ኣብ ማሕበር ኣብ ዝጸንሓሉ ናይ ርብዒ ዘመን ዕድሚኡ፡ ኣብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ኣብ ክፍሊታት ምርምርን ምዕባለን፡ ESMGን ፕሮጀክትን ብደረጃ ሓላፊ ክፍሊ ሰሪሑ። ፖሊሲታትን መምርሒታትን ማሕበር ኣብ ምሕንጻጽን ምውርጻጽን፡ ምቅሊት ስራሕ ከምኡ’ውን ኣቀራርባ ውጥንን ጸብጻብን ኣብ ምምዕባል፡ እማመ ምሕደራ ዓበይቲ ፕሮጀክትታት ኣብ ምውጻእን ርክባት ኣብ ምክያድን፡ ኮታስ ማሕበር ናብ ትካላውን ዘመናውን ክምዕበል ጻዓቱ፡ ፍልጠቱ፡ ሞያኡን ተሞኩሮኡን ብቕንዕና ወፍዩ።

ኣብ እዋን ቀብሩ፡ ናይ ቀረባ መሳርሕቱ ብጻይቲ ፍዮሪ ተስፉ ብዛዕባ ብጻይ ሰዓድ ክትዛረብ ከላ፥ “ሰዓድ ፍሉይ ሰብ እዩ። ካብቲ ዘለዎ መረዳእታ ጀሚርካ ክሳብ እቶም ዝገብሮም ነገራት ዝተፈልየ ዓይነት ሰብ እዩ። ብቑዕ መራሒ፡ ልዑል ተመኩሮን ድስፕሊንን ዘለዎ ሰብ፡ ርህሩህን ዓቃልን ኣቦ። ኮታስ ሰዓድ ሰብ እዩ። ኣብ ርእሲኡ ድማ ሰብ ክትከውን ዝምህረካ ሰብ።” ብምባል ዘለዋ ኣድናቖት ትጀምር። “ሰዓድ መራሒ እዩ” ብምባል ትቕጽል ፍዮሪ። ሓደ መዓልቲ፡ “ስለምንታይ ኢኻ ኣብ ኣባላትካ ክሳብ ክንድ’ዚ እምነት ተሕድር” ኢላ ሓቲታቶ ዝሃባ መልሲ፡ “መራሒ ዝበሃል፡ ንሱ ኣብ ስራሕ ከሎ ዘይኮነ ንሱ ኣብ ዘየለወሉ እዋን ስርሑ በቶም ኣብ ትሕቲኡ ዘለዉ ሰራሕተኛታት ብጽቡቕ ምስ ዝስራሕ እዩ ብቑዕ መራሒ ዝበሃል። ስለዚ ኣባኹም እምነት እንተዘይኣሕዲረ፡ ነዚ ዝኣምነሉ ስነ-ሓሳብ ክሃርሞ ኣይክእልን እየ።” ከም ዝበላ ተዘክሮኣ ሕንቕንቕ እናበለት ኣካፊላትና። ሓይልን ድኻምን ኣብ ትሕቲኡ ዝሰርሑ ሰራሕተኛታት ናይ ምፍላጥ ብቕዓቱ ኣዝዩ ዝድነቕ እዩ። ስራሕን ሓላፍነትን ናይ ምምቕራሕ ትብዓቱን ድማ ኣዝዩ ዝነኣድ እዩ። ኩላትና በበቲ ዘለናና ብልሜ ነንሕድሕድና ከም ንተሓጋገዝ ይገብረና ነይሩ። ሰዓድ ልዕሊ እቲ ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ዝገብሮ ኣበርክቶ፡ ትዕግስቱ፡ ንሰብ ክምህር ናይ ምድላይ ባህርያቱ፡ ልዕሊ ዝኾነ ነገር ድማ ዕቱብነቱ፡ ዝያዳ ሚዛን ዝወሃቦ ምኳኑ እያ ትገልጽ፡ ፍዮሪ።

ብጻይ ሰዓድ ወናኒ ብዙሐ-ሞያ እዩ ነይሩ። ብዘይካ’ቲ ካብ ዩኒቨርስቲ ኣብ ስነ-ፍልጠት ተክኖሎጂ ምግቢ ዘተኮረ ዝተቐበሎ ናይ ዲግሪ ማዕርግ፡ ንፉዕ ጸሓፋይ ዓንቀጽን ሃያሳይን ምንባሩ ይፍለጥ። ብጻይ ሰዓድ ንዓመታት ዝቐጸለ ምስ መግቢ ዘላሊ መደብ፡ ኣብ ኤሪቲቪ ይፍኑ ምንባሩ’ውን ናይ ቀረባ ተዘኩሮዩ።

ኡስታዝ ኣሕመድ መሓመድ ብዛዕባ ብጻይ ሰዓድ ተዘክሮኡ ከካፍለና ምስ ተወከስናዮ ድማ፥ “ምስ ሰዓድ ካብ 1995 ጀሚርና ኢና ንፋለጥ። ካብቲ ካብ ሊብያ ናብ ኤርትራ ዝኣተወሉ ግዜ ጀሚርና ማለት እዩ። ሰዓድ ኣዝዩ ህዱእ፡ ትሑት ብዓቢኡ ድማ ልዑል ሃገራዊ ስምዒት ዘለዎ ሰብ እዩ ነይሩ። ሰዓድ ምሉእ ህይወቱ ብሓደ ሪትም እዩ ተጓዒዝዎ። ንሰዓድ ፍሉይ ነገር ክትረኽበሉ ኣሸጋሪ እዩ። ምኽንያቱ ንኹሉ ነገር ብውጥን፡ ብህድኣትን ትዕግስትን እዩ ዝኸዶ። ዘለዎ ድስፕሊን ኣዝዩ ዘገርም እዩ።” ድሕሪ ምባል፡ ካብዚ ኩሉ ብሓባር ዘሕለፍናዮ ግዝያት፡ ፍሉይ ነገር ዝረኸብክዎ ነገር እንተሎ፡ ብፍጹም ሓሪቑ ርእየዮ ዘይፈልጥ ምኳነይ እዩ።” ብምባል ይገልጾ። ምስጢር ዓወቱ፡ ልዑል ድስፕሊንን ናይ ምውጣን ሓይሊን ዝውንን ምኳኑ፡ ብዓቢኡ ድማ፡ እቲ ኣብ ህይወት ዝቐሰሞ ተመኩሮን ሓያል ኣንባቢ ምኳኑን ይገልጽ።

ብጻይ ሰዓድ በዓል ሓዳርን ኣቦ ሓሙሽተ ውሉዳትን እዩ። በዓልቲ ቤቱ ወይዘሮ ከዲጃ ሳልሕ ብዛዕባ ሰዓድ ክትዛረብ ከላ፡ “ሰዓድ፡ ልዕልና ከርኢ ዘይፍትን፡ ክሳብ ዕለተ መስዋእቱ፡ ሓሪቑ ብነድሪ ተቛይቑ ዘይፈልጥ፡ ካብ ብስምዒት ብርእሱ ዝሓስብ፡ ምቕሉል፡ ህዱእን ብሉጽን በዓልቤት እዩ ነይሩ።” ብምባል ኣድናቖታ ትገልጽ።

ኣብ ህይወት፡ እቲ ብህይወት ከለኻ ዝገበርካዮ ሰናይ ነገር’ዩ ሓወልቲ ኮይኑ ብድሕሬኻ ዝተርፍን ንዘበናት ክትዝከርን ክትከብርን ትኽእልን። ንሃገርን ህዝብን ዝገበር መስዋእትን ተወፋይነትን ድማ ኪኖ ዘበናት ዝኸይድ ዘይንቕነቕ ሓወልቲ እዩ። ብጻይ ሰዓድ በዚ መንጽር እዚ ክንርእዮ ከለና፡ ሓወልቱ ብጽቡቕ ሃኒጹ ዝኸደ ውፉይን ህርኩትን ዜጋ እዩ።

ብጻይ ሰዓድ ሮሞዳን ስዒድ ብዝሓደሮ ሕዱር ሕማም ናብ ሕክምና ክመላለስ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ብ30 ግንቦት 2021 ኣብ ትሕቲ ጽዑቕ ክንክን ሕክምና እንከሎ፡ ካብዛ ዓለም ተፈልዩ። ስነስርዓት ቀብሩ ድማ ብ31 ግንቦት ቤተሰቡ፡ መሳርሕቱን ፈተውቱን ኣብ ዝተረኽቡሉ ኣብ መቓብር ሽክ ኣልኣሚን ዕዳጋ ሓሙስ (ኣስመራ) ተፈጺሙ። ሃማመተኤ ብሞት ገዲም ኣባሉ ዝተሰመዖ መሪር ሓዘን እናገለጸ፡ ንስድራቤቱ፡ መሳርሕቱን ፈተውቱን ጽንዓት ይሃብኩም ይብል።

***ኣዳላዊ፥ እንጅ. ሚኪኤል በርሀ***

ጉዳያት

# ደወል ተበራበር

ብ14 ነሓሰ 2021፡ መበል 34 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ከምኡ'ውን መበል 12 ዙርያ ተማሃሮ ማእከል ሞያዊ ስልጠና (ማሞስ) ኣብ ዝተመረቕሉ ዕለት፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ ከም ወትሩ ኣብ ሳዋ ተረኺቡ ኣብ ዘስምዖ ቃል፡ ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ ሓደ ዓመት ብደረጃ ዓለምን ዞባን ዝተራእየ ክስተታት፡ ብሓጺር ኣገላላጻ "ደወል ተበራበር!" ክብል ገሊጽዎ። መልእኽቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ናብ መላእ ህዝቢ ኤርትራ፡ ዝያዳ ግን ናብ መንእሰያት ዝቐንዐ እዩ። ፍረ-ነገሩ ክትንተን እንከሎ፡ ብዛዕባ ህልዊን መጻኢን ኣስፈሕና ክንሓስብን ክነሰላስልን ዝድርኽ ኮይኑ፡ ካብኡ ብምብጋስ እንታይ ክንገብር ከምዝግባእ ዘገንዝብ እዩ።

ኣብ መወዳእታ 2019፡ ካብ ዓሌታት ኮሮና፡ ኮቪድ-19 ዝተሰምየ ቫይረስ፡ ኣብ ሓንቲ ክፍለ-ሃገር ናይ ቻይና ተራእዩ፡ ሰባት ይቐትል ከምዘሎ ምስ ተሰምዐ፡ ዓለምና ኣብቲ ፈለማ ካብ ቻይናን ከባቢኣን ዝሓልፍ ኣይመሰላን። ዘለናዮ ግዜ ግን፡ ሰብ ኣብ ሓደ መዓልቲ ካብ ምብራቕ ናብ ምዕራብ ብፍጥነት ዝወናጨፈሉ መዋእል ግሎባላይዘሽን እዩ። ከንዲ ዝኾነ፡ ኣብ ሒደት ኣዋርሕ፡ እቲ ሕማም ናብ ኩለን ሃገራት ዓለም ክላባዕ ዓጋቲ ኣይረኸበን። እቲ ለበዒ ብልዑል ፍጥነት ቀጺሉ ኣርዓዲ መልክዕ እናሓዘ ምስ መጸ ድማ፡ መንግስታት ዓለም፡ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ማህሰይቱ ብዘየገድስ ኣብ ታሪኽ ተራእዩ ዘይፈልጥ ጽኑዕ ናይ ርገጣ (lock-down) ስጉምቲታት ክወስዳ ተጓየያ። ምስ ኩሉ'ቲ ዝተወስደ ተሪር ስጉምቲታት ግን፡ እቲ ለበዒ ብዙሕ መቕዘፍቲ ህይወትን ከቢድ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ዕንወት ኣኸቲሉ።

ምስ'ቶም ቅድሚ ነዊሕ እዋን፡ ማለት ወዲ-ሰብ ሕማማት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ከየማዕበለ እንከሎ፡ ኣብ ዓለምና ዘኽሰቱ ዝነበሩ ለበዳታት ክነጻጸር እንከሎ፡ ኮሮና ቫይረስ ዘውረዶ ናይ ህይወት መቕዘፍቲ ክሳብ ክንዲ'ቲ ዓቢ ኣይኮነን። የግዳስ ብቁጠባዊን ማሕበራዊን መዳይ ከምዘን እንከሎ፡ ዕንወቱ ቀሊል ኣይነበረን። ምኽንያቱ ኣብዚ ዓለም ናብ ሓንቲ ቁሸት እትልወጠሉ ዘላ መድረኽ፡ ከምዚ ዝኣመሰለ ተርእዮ፡ ኣብ ንግዳዊ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ህይወት ዘኸትሎ ዕንወት እምብዛ ከቢድ እዩ። ምናልባት ሃገርና እትርከቦ ደረጃ ቁጠባዊ







ምዕባለ፡ ገና ፍልማዊ ብምዃኑ፡ ንሕና ከቢድ ማህሰይቲ ኣጋጢሙና ክንብል ኣይንኽእልን። ኣብተን ዓቢ ንግዳዊን ቁጠባዊን ንጥፈት ዝጸንሐን ሃገራት ግን ስምብራቱን ማህሰይቱን ቀሊል ኣይነበረን። ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ዝበሎ፡ ኣባና እቲ ዝያዳ ዕንወቱ ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ዘኸተሎ ምስንኻል እዩ።

ናይ ዝሓለፈ ዓመትን መንፈቕን ዓለማዊ ኩነት፡ ንሓደ ካብ ክብርታትናን መርሓናን ኣጉሊሑ ዘርኣየ እዩ። ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ክኽተልዎ ዝጸንሑ ፖሊሲ ርእስኻ ምኽኣልን ካብ ተጸባይነት ምንጋፍን፡ ዝያዳ ጸቒጥካን ብኣድማዕነትን ክስርሓሉን ከምዝግባእ፡ ናይ እዋን ኮሮና ደወል፡ መዘኻኸሪ እዩ። ርእስኻ ምኽኣል ክበሃል ከሎ፡ ካብ ዓለም ተነጺልካ ምንባር ማለት ኣይኮነን። ምዕባለ ንግዲን ኢንዱስትሪን

ብተናጸል ስለዘይቀውም። እንተኾነ፡ ብብዙሕ መዳያት ርእሰኻ ኣብ እትኽእለሉ፡ ከምዚ ዓይነት ክስተታት ንምምካት፡ ዝያዳ ድልውን ብቑዕን ኢኻ። እዚ ሓደ ካብቲ ክንቀስሞ ዝግብኣና ናይ ተበራበር መልእኽቲን ትምህርቲን ኮይኑ፣ እቲ ካልእ ካብ እዋን ኮሮና ክንቀስሞ ዝግባእ ትምህርቲ ለበዳታት ንምምካት፡ ጥዕናዊ ናይ ምክልኻል ብቕዓትን ኣገልግሎታትን ምሕያል እዩ።

እቲ ካልኣይ ናይ እዋን ተበራበር መልእኽቲ፡ እቲ ብዘይዓግብ ሸውሃትን ሃነፍነፍን ክዓኑ ዝጸንሐ ባህሪን ጸጋታቱን፡ ኣብ ክሊማ ዓለም ኣኸቲሉዎ ዘሎ ሃስያን ነውጺን እዩ። ኣብዚ ቀረባ ግዜ፡ ናይ ሕቡራት መንግስታት ትካል ምክትታል ክሊማዊ ለውጢ (IPCC)፡ መራሕቲ ሃገራት ዓለም፡ ናይ ካርቦን ዕለሳ ንምጉዳል፡ ኣቐዲሙ ዝተሓንጸጸ መደባት ብቕልጡፍን ብሰፊሑን ምስ ዘይትግብሩ፡ ኣብ ዝቕጽል 15 ዓመታት ምቜት ዓለምና ናብ ኣተሓሳሳቢ ደረጃ ክዓርግ ከምዝኽእል ኣጠንቂቑ ኣሎ። ኣብ ዕለታዊ ህይወት ደቂ-ሰባት ድሮ ፈጢሩዎ ዘሎ ተጽዕኖ፡ ኣብ ዝመጽእ ቀረባ ዓመታት ዝያዳ እናሓየለ ክኸይድ ምኳኑ ዘመልክቱ ጭብጢታት ድማ ጉሉሓት እዮም። ንሕና እንርከቦም ኣብ ምምዕባል ዘለዉ ህዝብታት፡ ነዚ ተፈጢሩ ዘሎ ፕላኔታዊ ሽግር፡ ኣብ ምምጻእ ኣበርክቶ እኳ እንተዘይጸሓና፡ ሳዕቤናቱ ግን ‘ሓጥያት የብሎምን’ ኢሉ ዝምሕረና ኣይኮነን። እዚ ጉዳይ’ዚ ናይ መላእ ህዝቢ ዓለም ጸገም ኮይኑ ስለዘሎ፡ ብደረጃ ዓለም፡ ውሁድ ስጉምቲታት ምውሳድ ዘድልዮ ናይ ተበራበር ደወል እዩ። ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ዝበሎ ከኣ፡ ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነት፡ ብወገንና ክንገብሮ እንኽእል፡ ክሊማዊ ሃውጺ ንምምካት ዝቖየስናዮን ክንትግብሮ ዝጸናሕናን ናይ ማይ ምኽዛንን ምግራብን ምልማዕን ፕሮግራማትና ብዓጸፋ ምስፋሕ ኮይኑ፡ ኣብዚ መዳይ’ዚ ተራን ንቕሓትን መንእሰያት ኣዝዩ ወሳኒ እዩ።

እቲ ሳልሳይ ናይ ተበራበር መልእኽቲ፡ ኣብ እዋን መኸተ ለበዳ ኮሮና እናሃለና፡ ነቲ ድሕሪ ብዙሕ ናይ ግዜን ዕድላትን ክሳራ፡ ኣብ ዞባና ዝተኸስተ ለውጢን ናይ ሰላም ጨራን ንምኹላፍ፡ ብታሪኻውያን ጸላእቲ፡ ዝተኣወጀ ኲናትን ዝተፈነወ ዓንዳሪ መጥቃዕቲን፡ ማዕረ ማዕረኡ ድማ ናይ ርእሰ ምክልኻል መሰልና ከይንጥቀም ክግበር ዝጸንሐ ዘይግቡእ ጸቕጢን ንምስንባድና ተባሂሉ ክካየድ ዝጸንሐ ሕሱር ናይ ምስይጣን ዘመተን እዩ።

ከምዝፍለጥ እቲ ድሕሪ 20 ዓመታት ኲነት ውግእን ተጻብኦን፡ ብ9 ሓምለ 2018 ኣብ መንጎ መራሕቲ መንግስታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተኸተመ ኣዋጅ ሰላምን ምሕዝነትን ኣስመራ፡ ዝጸንሐ ኲነተ-ውግእ ከኽትም ጥራይ ዘይኮነ፡ ክልቲአን ሃገራት ኣብ ፖለቲካ፡ ቁጠባ፡ ንግዲ፡ ወፍሪ፡ ጸጥታን ምክልኻልን፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ዓውድታት ኣብ ተመሳላእነትን ውህደትን እተመርኮሰ ኲለንተናዊ ምትሕብባር ክፈጥራ፣ ኣብ ኩሉ መዳያት ዕብየት፡ ብሽርክነትን ተመሳላእነትን ክሰርሓ፣ ሓባራዊ ፕሮጀክትታት ወፍሪ እንተላይ ሓባራዊ ፍሉይ ቁጠባዊ ዞናታት ከማዕብላ፣ ዞባዊን ኣህጉራዊን ሰላምን ጸጥታን ንምውሓስ ብሓባር ክጽዕታ ከምእተበገሳ ዘበሰረ እዩ። እዚ ተበግሶ’ዚ፡ ዞባዊ ጽልዋኡ ዓቢይን ኣዎንታዊን እዩ። ነቲ ኣብ ፈለማ 90ታት ምስ ናጽነት ኤርትራ፡ ኣብ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተቐልቂሉ ዝነበረ’ሞ፡ ብዝተፈላለየ ግሎባዊ ሕሳባት፡ ሰላምን ርግኣትን ናይዚ ዞባ ዘይደልዩ ዓለማውያን ሓይልታት፡ ንወያነ ብምዕሳብ ዝኾለፍዎ፡ ሰፊሕ ዕላማን ቅኑዕ ተበግሶን ናብ ቦታኡ ዝመለሰ ተበግሶ እዩ።

እንተኾነ፡ ኣብቶም ንስለ ጸቢብ ረብሓታት ምርግጋእ ናይዚ ዞባ ዘይደልዩ ወገናት ስንባደ ምፍጣሩ ኣይተረፈን። ኣብ ዝሓለፈ ሰለስተ ዓመታት ብዝተፈላለየ ሜላታት ዝተሃቀነ ናይ ምሕንኳል ተግባራት፡ ንህዝቢ ትግራይ ግዳይ ብምግባር ዝተፈተነ ፍሹል ወተሃደራዊ ዕንደራ፡ ድሙቕ መርኣያ ናይዚ ስንባደ’ዚ ኮይኑ፡ ንቕሓት ዘበርኽ ተወሳኺ ናይ ተበራበር መልእኽቲ እዩ። ናይ ዝሓለፈ ሰለስተ ዓመታት ብፍላይ ድማ ናይዚ ቀረባ ኣዋርሕ ክስተታት፡ ዘመሓላልፎ መልእኽቲ ብቐንዱ፡ ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ “ርግኣትን ሰላምን ኮነ ራህዋን ጣዕምን ዝሰራሕን ዝስርሓሉን እምበር ሎተርያ ኣይኮነን” ዝበሎ፡ ነቲ ኣብ ህዝብታት ዞባና ተኾስኲሱ ዘሎ ናይ ሰላምን ምትሕብባርን ንቕሓት፡ ዝያዳ ንምሕያል ኣበርቲዕካ ምስራሕ ከምዘድሊ እዩ። እዚ ሓድሽ ምዕራፍ’ዚ፡ ንህዝብታት ዞባና ክኸፍቶ ዝኽእል ዕድላት ብግብሪ ንምጭባጥ፡ ሕጂ እውን እቲ ተበግሶ ክሕይል ጥራይ ዘይኮነ፡ ናብ ኩሉ መዳያዊ ምትሕግጋዝ ተሰጋጊሩ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ኣጺደ ውሑስ ሰላምን ምትሕብባርን ልምዓትን ኬስተርሑ፡ ናይ  ኩሉ ደላይ ሰላምን ምዕባለን ውፉይ ስራሕ ይሓትት።

ታሪኽናን ታሪኽ ካልኦት ሕብረተሰባትን ከምዝምስክሮ፡ ኣብ ዝኾነ ናይ ህይወት ጉዕዞን ፈተናን፡ እቲ ዕውት ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ቁጽሪ ዘለዎ ወይ ገዚፍ ባህርያዊ ጸጋ ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ብሉጽ ፖለቲካዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ክብርታት ዝውንን ልዑል ውዳበን ንቕሓትን ዘለዎ ህዝቢ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ከምዚ ዓይነት ብሉጽ ክብርታትን ሓያል ውዳበን ስለዘለዎ፡ ክሳብ ሕጂ እልቢ ዘይብሉ ተጻብኦታት እናምከነ፡ ኣብ ጎደና ክብረትን ናጻ ሕርያን ክሳዱ ኣቕኒዑ ክስጉም ክኢሉ ኣሎ። ክብርታትና እምበኣር፡ መንነትና ዝፈጠሩ፡ መጣምር ውዳበና፡ መርሓ ሃገራዊ ህይወትና እዮም። ተጻብኦታት ንምከተሎም፡ ፈታኒ እዋን ንሰግረሎም፡ ሓባራዊ ዕማም ነዐውተሎም። ስለዚ ድማ፡ ንቐጻሊ ጉዕዞና ክንሕብሕቦምን ክንዕቅቦምን ከነማዕብሎምን የድሊ። ኣብ ቆልዑን መንእሰያትን እናሰረጹ ቀጻልነቶም ንምርግጋጽ ብውጥን ሓያል ፖለቲካዊን ባህላዊን ስራሕ ክካየደሎም ይግባእ። እዞም ናይ ተበራበር መልእኽቲታት ድማ፡ ክብርታት ናብ ተካእቲ ወለዶ ኣብ ምስግጋር ልዑል ተራ ንዘጻወት ዘሎ መደብ ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝያዳ ከነሐይሎን ከነማዕብሎን ግንዛበ ዝህቡ እዮም።

# ኤርትራን ጎደቦኣን

ፖለቲካ ቀርኒ ኣፍሪቃን ጽልዋኡ ኣብ ኩለንተናዊ ጉዕዞ ኤርትራን ንምርዳእ፡ ኣብ 1991 ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንናጽነት ተዓዊቱ፡ ኤርትራ፡ ልኡላዊት ሃገር ኮይና ናብዚ ዞባ ኣብ ዝተቐልቀለትሉ እዋን፡ ሃገራት ናይ'ዚ ዞባ ኣብ ከመይ ዝኣመሰለ ሃዋህው ከምዝነበራ ብሕጽር ዝበለ ምርኣይ ኣገዳሲ እዩ።

እቲ ግዜ'ቲ፡ ኣብ ሶማል መንግስቲ ስያድ ባረ ወዲቑ፡ ናይ ስርዓት ባዶሽ ተፈጢሩ፡ እታ ሃገር ብቐቢላ ናብ ዝተጎጃጀሉ ግዝኣታት ጎይቶት ኲናት ተመቓቒላ፡ ዝተሓምረገትሉ እዋን እዩ ነይሩ። ኣብ ኢትዮጵያ ዝነበረ ወተሃደራዊ ስርዓት፡ ኣብ ኲናት ኤርትራ ተሳዒሩ ካብ ስልጣን ዝተገለፈሉ፡ ሕማቕ ዕድል ኮይኑ ግን፡ ንብዙሕነት ህዝቢ ኢትዮጵያ መዝሚዙ ጸቢብ ብሄራዊ ዕላማታቱ ከተግብር ዘንቀደ ከፋፋሊ ጉጅለ ወያነ ስልጣን ዝሓዘሉ፣ ኣብ ሱዳን ከኣ፡ ብስም ሸሪዓን እስልምናን ዝመጸደቕ ምልካዊ ስርዓት፡ ጽልዋኡ ከስፋሕፍሕ ምስ ሃገራት ናይ'ዚ ዞባ ኣብ ምትፍናን ዝኣተወሉ እዋን እዩ ነይሩ።

ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ዞባዊ ከዉንነት፡ እታ ኣብ ነዊሕ ሓርነታዊ ቃልሲ፡ ማሕለኻታት ትሕተ-ሃገራውነት ብሓባራዊ ቃልሲን መስዋእቲን ሰጊራ፡ ሃገራውነት ዝሃነጸት ኤርትራ፡ ንጸቢብ ናይ መንነት ፖለቲካ ዝፍንፍን፡ እኳ ድኣ ብደረጃ ዞባ ናብ ሓባራዊ ዕብየት ዘቛምት ሰፊሕ ዕላማታት ነበራ። ራእይን ዕላማታትን ሃገር ክሰምር፡ ጎደቦኣዊ ሰላምን ቅሳነትን ምምልላእን ወሳኒ ስለዝኾነ ድማ፡ ህዝብታት ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ካብቲ ግዳይ ድሕረትን ቀጻሊ ግጭትን ዝገበሮም ጸቢብ ፖለቲካን ብሰንኩ ምቑእ ባይታ ዝረኸበ ግዳማዊ ምትእትታውን ተናጊፎም፡ ሰፊሕ ናይ ምትሕብባር ባይታ ምእንቲ ክፈጥሩ፡ ኤርትራ፡ ነቲ ኣብ ምክልኻል ምድረበዳነት ዝቖንጸ ዞባዊ ውድብ ኢጋድ፡ ዕላማታቱ ብምስፋሕ፡ ናብ ዞባዊ ልምዓት ከቛምት ሓሳብ ኣቕሪባ፡ ብተግባር ንምዕዋቱ እውን ዝከኣላ ፈቲና።

እንተኾነ፡ ብጸቢብ ናይ ብሄር፡ ቀቢላን ሃይማኖትን ፖለቲካ ኣብ ዝሕመስ ዞባ፡ ሃገራዊ ስኒትን ሓባራዊ ዞባዊ ዕላማታትን ውህደትን ከተስርጽ ቀሊል ኣይኮነን። ምስ ረብሓታት ዞባውን ዓለማውን ሓይልታት ዘራጽም እዩ። ከንዲ ዝኾነ ኤርትራ፡ ኣንጻርዞም ክልተ ቀንዲ ጸላእቲ ናይ'ዚ ዞባ ዝኾኑ፡ ጸቢብ ፖለቲካን ግዳማዊ ምትእትታውን ክትቃለስን ጸኒዓ ክትምክትን ተገዲዳ። ኣብ ዝሓለፈ 30 ዓመት፡ ብጉልባብ እስላማዊ ጅሃድ፡ ብምስምስ ዶባዊ ግጭታት፡ ብፖለቲካዊ፡ ዲፕሎማሲያዊን ፕሮፖጋንዳዊን ተጻብኦን ተነጽሎን፣ ብጸጥታዊን ቁጠባዊን ሸርሒታት ሓያላን ሃገራት፡ ከምኡ'ውን መጋበርያ ዝኾና ዞባዊን



ኣህጉራዊን ውድባት፡ ማሕበራት 'ግብረ-ሰናይ' ን 'ተጣበቕቲ ሰብኣዊ መሰላት' ን፡ ናይ ኤርትራ ቅኑዕ ተበግሶ ንምብርዓን ዝተኣልመ ወዲታት ማእለያ ኣይነበሮን።

የግዳስ፡ መንግስቲ ኤርትራ፡ በዚ ናይ ድሕሪ ናጽነት ጽዑቕ ተጻብኦ ከይተሰናበደ፡ ፖለቲካዊ ሕርያኡ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ከየእተወ፡ ልኡላውነት ሃገሩ ከየድፈረ፡ ብዓቕሙ ንዞባዊ ስኒት እናሰርሐ፡ ኢዱ ከይሃበ፡ ኣብ መወዳእታ ብዓወት ክወጽእ ክኢሉ እዩ። ኣብዚ ዞባ ዝጸንሑ ስርዓታት ጸቢብ ፖለቲካ ኣንጻር ኤርትራ ክምስርትዎ ዝፈተኑ ኪዳናትን ከበባን በዚ ተኣምራዊ ጽንዓት ህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ሃደሽደሽ ኢሉ። ንቕሓት ህዝብታት ዞባና እናበረኸ ብምኻዱ ድማ፡ እቶም ዝጸንሑ ስርዓታት ሓድ ድሕሪ ሓደ ዓነውነው ኢሎም። ቅኑዕነት ፖለቲካዊ መስመር ኤርትራ እናጎልሐ ምስ መጸ፡ ናይ ለውጢ ሓይልታት ምስ ኤርትራ ክመኻኸሩን ናብ ሓባራዊ ዕብየት ክጥምቱን ተደሪኾም። ኣብ ሓምለ 2018 ድሕሪ ዝተኸስተ ሓድሽ ምዕራፍ ከኣ፡ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያን ሶማልን ሓባራዊ ራእይ ከሰላስላ ጀሚረን። ደቡብ ሱዳንን ሱዳንን'ውን ውሽጣዊ ኩነታተን ወጢሩወን እምበር፡ ካብዚ ተበግሶ'ዚ ክርሕቃ ዝኽእላ ኣይኮናን።

የግዳስ፡ ከምዚ ዝኣመሰለ ንሓባራዊ ረብሓ ሃገራት ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘማዕዱ ፖለቲካዊ ምዕባለታት ኣብ ዝተቐልቀለሉ ካልእ ተጻይ ተርእዮታት እውን ፈኺም ክብል ጸኒሑ ኣሎ። ሃንደበት፡ ኣብ መንጎ ሱዳንን ኢትዮጵያን ምስ'ቲ ኣብ 1998 ንኤርትራን ኢትዮጵያን ኣብ ግጭት ንምሽማም ዝተኣልመ ውዲት ዝመሳሰል ዶባዊ ግጭት ተቐልቂሉ። ኣብ ሶማል፡ እቲ ዞባዊ ውህደት ዝመረጸ መንግስቲ ብተጻብኦን ዝተፈላለየ ጸቕጢታትን ከምዝጭነቕ ይግበር ኣሎ። ኣብ ኢትዮጵያ ድማ፡ ንጃንዳ ወያነ፡ ካብ'ቲ ብርእሰ ቅትለት ዝኣተዎ መቓብር ኣውጺእካ ትንፋስ ከምዝዘርእ ንምግባር፡ ብክሲታትን ናይ እገዳ ምፍርራሕን ንመንግስቲ ኢትዮጵያ ናይ ምሽባር ፈተነታት ይካየድ ኣሎ።

ኣብ ኤርትራ፡ ከም'ቲ ኣብ ጎረባብቲ ሃገራት ዘሎ፡ ክምዝመዝ ዝኽእል ዘቤታዊ ፈቓቕ የለን። የግዳስ፡ ነቲ ብውሑሉል ኣካይዳ ንኹሉ ውዲታት ስዒሩ ብዓወት ዝወጸ መንግስቲ ኤርትራ ናይ ምስይጣን ዘመተ፡ ድምጹ በሪኹ ኣሎ። ንኤርትራ ምስ ጉዳይ ኢትዮጵያ ኣተኣሳሲርካ ዒላማ ንምግባራ ክፍተን ምጅንሑ ርኡይ እዩ። ሰራዊት ኤርትራ ሰሪቑ፡ ዘሚቱ፡ ዓሚጹ፡ ረሺኑ እናበልካ ወግሐ ጸብሐ ዝንዛሕ ፕሮፖጋንዳ፡ ንመንግስቲ ህዝቢን ሰራዊትን ኤርትራ ብምፍርራሕ፡ ኤርትራ በቲ ዘለዋ ተዛማዲ ዝሓሸ ዓቕሚን ብቕዓትን ናይ ርእሰ ምክልኻል መሰላ ከይትጥቀምን ንዞባዊ ሰላም ግቡእ ተራኣ ከይትጻወትን ጀሆ ንምሓዝ እዩ።

ርግጽ እዩ፡ መንግስቲ ኤርትራ ንወያነን ኣሸቀልቱን ስዒርዎም እዩ። ዝሰዓሮም ግን፡ ኣብዚ መወዳእታ እዋን ኣብ ትግራይ ኣብ ዝተኻየደ ናይ ሓመድ ድብ ውግእ ኣይኮነን። ንወያነን ጉብለላት ኣሸቀልቱን ክስርዕሮም ዝኸኣለ፡ ን20 ዓመታት ዝኣክል ልኡላዊ መሬቱን ውሽጣዊ ጸጥታኡን ሰላሙን ንምውሓስ ለይትን መዓልትን ከይደቀሰ ብጽንዓት ስለዝመከተ፡ ማዕረ-ማዕረኡ፡ ኣብ ኢትዮጵያን ዞባናን ለውጢ ንምምጻእ ምስ ፖለቲካውያን ሓይልታት ናይ'ዚ ዞባ ተሓባቢሩ ብትብዓት ስለዝተቓለሰን እዩ። እዚ ኣንጸባራቒ ዓወት'ዚ ግን ብግዜን ዕድላትን ከቢድ ዋጋ ከፊሉሉ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ናብ'ዚ ዓወት'ዚ ንምብጻሕ ባህግታቱ ኣወንዚፉ፡ ዓለም ከምዘይናቱ ርእዩ፡ ሓቂ ናብ ምዕራፉ ንምብጻሕ ምሒር ተወፍዩ እዩ። ከም ትምኒት ጸላእቲ ኣብዚ ነዊሕ ቃልሲ ረብሪቡ ኢዱ ኣይሃበን።

ግዳማውያን ሓይልታት፡ ብዙሕ ሃሊኾም ንህዝቢን መንግስቲን ኤርትራ ክስዕርዎ ስለዘይከኣሉ እምበኣር፡ ብምክፋእን ብጸለመን ክድውንዎ እንተፈተኑ ዘገርም ኣይኮነን። መድረኻዊ መኸተ መንእሰይ ኤርትራ ከኣ፡ ብድሕሪ'ዚ ጸለመ'ዚ ዘሎ ድርኺት ብምግንዛብ፡ ንጠንቂን ዕላማታትን ናይዚ እዱድ ዘመተ'ዚ ምኽሻሕን ሓበንን ሞራልን ህዝብናን ሰራዊትናን ኣብ ምብራኽን ዘተኮረ ክኸውን የድሊ።

## ቀርኒ ኣፍሪቃ'ኸ ድሕሪ 30 ዓመት ናበይ?

ዝሑል ኲናትን ስምብራታቱን ክም ድሕረ-ባይታ ኣቐሚጥካ፡ ኣብዚ ዝሓለፈ 30 ዓመታት፡ ምስ ምቕልቃል ናጻ ኤርትራ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ተኸሲቱ ዝነበረ ተስፋን ዘጓነፎ መኻልፍን ኣብ ግምት ኣእቲኻ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ሕጂ'ኸ ናበይ ገጹ'ዩ ዝብል ሕቶ ክልዓለ ባህርያዊ እዩ።

ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ፡ ዝምቡዕ ዓለማዊ ፖሊሲታት፡ ምስ ጸቢብ ዘቤታዊ ፖለቲካን ግዕዝይናን ስርዓታት ናይ'ዚ ዞባ ተደሚሩ፡ ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብጥቕልሉ ይኹን ሃገር-ብሃገር ኣኸቲሉዎ ዘሎ ዕንወትን ዘኽሰሮ ዕድላትን ቀሊል ኣይኮነን። ናይ ምእራሙ ቀዳማይ ሓላፍነት ኸኣ፡ ናይተን ሃገራት ብተናጸልን ብእኩብን እዩ። እንተኾነ ተራ ግዳማውያን ሓይልታት እውን ኣነኣኢስካ ዝርአ ኣይኮነን። ስለዚ ድማ፡ ነፍሲወከፍ ሃገር፡ ብሓርነት መጻኢኣ ክትውስን፡ ግዳማዊ ምትእትታው ክትብድህን ምስ ጎረባብታ ሃገራት ሓባራዊ ኣመሰሻኺታን ርድኢትን ክትኩስኩሰን የድልያ።

ኣብዚ መዳይ'ዚ ተባዕ ውሳነ እንተሎ፡ እዚ ተቐልቂሉ ዘሎ ሓድሽ ምዕራፍ፡ ኣብ ቀጻሊ ንህዝብታት ዞባና ክኸፍቶ ዝኽእል ዕድላት ገዚፍ እዩ። ስለዚ ኣብዚ ቀራና መግዲ፡ ብዓቕልን ትዕግስትን፡ ብሓባራዊ ኣመሰሻኺታን ስራሕን፡ ሃቐነታት ሕንክራ ብትብዓት ክብዳህ ኣለዎ። ራእይን ድሌትን ህዝብታት ዞባና ክሰምር፡ ጎዶቦኣዊ ሰላም ምሕላውን ምድልዳልን ጥራይ ዘይኮነ፡ ናብ ኩሉ መዳያዊ ምትሕግጋዝ ንምስግጋር፡ መንግስታትን ህዝብታትን ዞባና ጥንካረ፡ ሓድሕዳዊ ምትእምማንን ውፉይ ስራሕን ይጽበዮም ኣሎ። ሰላምን ዕብየትን ንመላእ ህዝብታት ቀርኒ ኣፍሪቃ!

# ዝኽሪ 60 ዓመት
# ሓበን ክልተ ወለዶታት

ዓመት 2021፡ መበል 30 ዓመት ናጽነትን መበል 60 ዓመት ምጅማር ዕጥቃዊ ተጋድሎን ዝተጋጠመላ ዓመት እያ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ ክልተ ነናይ 30 ዓመት ታሪኹ፡ ክልተ ወለዶታቱ፡ (ወለዶ ገድሊን ወለዶ ናጽነትን) ብንውሓቱ መዳርግቲ፡ ብጽንኩርነቱ ብዙሕ ዝመሳሰል፡ ብውጽኢቱ ዘኹርዕን ዘሐብንን ናይ ቃልሲ መዋእል እዩም ኣሕሊፎም። ቀዳማይ ገድሊ ንናጽነት፡ ካልኣይ ገድሊ ንምክልኻል ሃገር።

መበል 60 ዓመት ምጅማር ዕጥቃዊ ቃልሲ ብሓበን ክንዝክሮ ዘብቅዓና፡ እዚ ናይ ክልተ ወለዶታት ዘሐብን ተጋድሎን ታሪኽን፡ ከም ሃገራውያን ዘኳናጸፈና ክብረትን ዘውሓሰልና ባይታን እዩ። ከመይሲ፡ ወለዶ ገድሊ መስተንክር ታሪኽ ሰሪሑ ናጽነት ኣጨቢጡና ከብቅዕ፣ ናጽነት ዝተረከበ መንእሰይ ወለዶ፡ ነዚ ታሪኽ'ዚ ዘውሕስ ተወሳኺ ታሪኽ እንተዘይሰርሕ፣ ብመጠን'ቲ፡ ምስ ናጽነት ዝሰዓበ ከቢድ ተጻብኦ፡ ታሪኽና ነበረያ ነበረ ምኾነ። ድኻምን መስዋእትን ቀዳሞት ከንቱ ኮይኑ ምተረፈ። ኣይከውንን'ዩ ክንብል ኣይንኽእልን። ኣብ ዓለምና ብሉጽ ታሪኽ ቀዳሞት፡ ዝቕጽሎን ዘውሕሶን ስኢኑ፡ ብላሽ ዝተረፈ ብዙሕ እዩ። ከመይሲ ታሪኽ ብተወሳኺ ታሪኽ እዩ ዝዕቀብን ዝቕጽልን። ታሪኹም ዝቕጽል፡ እቶም ብቐጻሊ ታሪኽ ዝሰርሑ ጥራይ እዮም። ምኽንያቱ ታሪኽ ኩሉ ግዜ ናይ ዕዉታት እዩ። በዚ ምኽንያት፡ እቲ ሓድሽ ታሪኽ እናሰርሐን እናተዓወተን ዝኸይድ ጥራይ እዩ ሓበኑ ክዕቅብ ዝኽእል።

መበገሲ ጽሑፍና፡ ዝኽሪ መበል 60 ዓመት ምጅማር ዕጥቃዊ ተጋድሎ ስለዝኾነ እምበር፡ ታሪኽና እንብሎ እዚ ናይ ዳሕረዋይ 60 ዓመት ታሪኽ ጥራይ ኣይኮነን። ጥንታዊ ታሪኽ ወለድና እውን መሰረት ሃገራዊ መንነትና እዩ። ቀዳሞት ወለድና ነዚ እንነብሮ ዘለና፡ ኣብ ዓለምና ኣዝዩ ስትራተጂያዊን ተጠማቲን ቦታ ዓቂቦም ከጽንሑልና፡ ብመሬት ይኹን ብባሕሪ ዝመጹዎም ወረርቲ ክከላኸልሉ ከቢድ ዋጋ ከፊሎም እዮም። ስቕ ኢሉ ተቐሚጡ ዝጸንሓና፡ ማና ኮይኑ ዝተዓደለና ኣይኮነን። ኣብ ዘመነ መግዛእቲን ቅድመኡን መንነትን ርስትን ንምዕቃብ ኣንጻር ገዛእቲን ወረርቲን ገጢሞም ዝወደቑ ወለዲ ውሑዳት ኣይነበሩን። ኣብ 40ታትን 50ታትን ብሰላማዊን ሕጋዊን ኣገባብ፡ ቃልሲ ንናጽነት ዝፈለሙ ቀዳሞት ተቓለስቲ ድማ፡ መሰረት ናይቲ ድሕሪኡ ዝሰዓበ ታሪኽ ሓርነታዊ ቃልስና እዮም።

እቲ ምስ ርእሲ ሓያላን ኣመሪካን ሶቭየትን ተረባሪቡ፡ ናጽነት ዘምጽአ ወለዶ ብረታዊ ቃልሲ፡ እቲ ዝኸበደ ዋጋ ከፊሉ፡ ዘሐብን ታሪኽን ናጻ ሃገርን ኣውሪሱና ዝሓለፈ ክቡር ወለዶ እዩ። ናይ ድሕሪ ናጽነት መንእሰይ ወለዶ ከኣ፡ ሕድሮም ተቐቢሉ፡ ልኡላውነት ሃገሩ ከየድፈረ፡ ብመስተንክራዊ ጅግንነት፡ ነቲ ታሪኽ'ቲ ዘደርዐን









ዘድመቐን ኣንጸባራቒ ታሪኽ ሰሪሑ፡ ንክብረት ዘብቅዓና ወለዶ እዩ። እዚ ዘየቋርጽ ታሪኽ ትብዓትን ጅግንነትን ድማ፡ ንመጻእቲ ወለዶታት ሃብታም ሃገራዊ ውርሻን ንቐጻሊ ጉዕዞ ጸዓትን ስንቂን እዩ።

ኣብዚ 60 ዓመታት፡ ናይ ቅድሚ ናጽነትን ድሕሪ ናጽነትን ወለዶታት፡ ክልተ ናይ መኸተ መዋእል ብጽንዓት ሰጊሮም፡ ሰላምናን ሃገራዊ ክብረትናን ኣውሒሶም፡ ንዝቕጽል ወለዶ፡ ውሑስ ባይታ ኣንጺፎም ኣለዉ። ናይ መወዳእታ ዕላማን መዓልቦን ናይዚ ነዊሕ ሃገራዊ ታሪኽ'ዚ ግን እንታይ እዩ?

እቲ ናይ መወዳእታ ዕላማ፡ መጻእቲ ወለዶታት ኤርትራ፡ ብሰላም፡ ፍትሒን ማዕርነትን ዝነብሩላ ስልጥንቲ ሃገር ምህናጽ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብ ማዕርነትን ስኒትን ዝተመስረተት ሓያልን ብልጽግቲን ሃገር ሃኒጽካ፡ ማዕረ ዘሐብን ታሪኽካ ኴንካ ምርካብ፡ ናይዚ ሕጂ ዘሎን ዝስዕብን መንእሰይ ወለዶ፡ ተልእኮ እዩ።

እቲ ብባሕቲ መስከረም 1961 ዝጀመረ ነዊሕን ጽንኩርን ጉዕዞ ሓርነታዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብኣንጸባራቒ ዓወት ዝተዛዘመ፡ ድሕሪ ክቡር መስዋእቲ ዝተኸፍሎ ንጽንዓት ህዝቢ ኤርትራ ብቐጻሊ ዝተፈታተነ መሪር ቃልሲን መስገደልን እዩ። ምስጢር ዓወቱ ከኣ፡ ዕላማኡ ንምዕዋት ከማዕብሎን ከድልድሎን ዝኽኣለ ኩለንተናዊ ብቕዓትን ብልጸትን እዩ።

ዝቕጽል ታሪኽና ኣውን ኣብ ስራሕናን ብልጸትናን ብሓጺሩ ተወሳኺ ታሪኽ ንምስራሕ ብዘለና ብቕዓት እዩ ዝውሰን። እቲ ቀንዲን ወሳኒን ስነኣእምሮኣዊ ብቕዓት እዩ። ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓት፣ ንሓያል ፍቕሪ ሃገር፡ ፖለቲካዊን ሰነሓሳብዊን ንቕሓት፡ ሞራላዊን ስነምግባራዊን ሓይሊ፡ ሃገራዊን መንነታዊን ሓበን፡ ስኒትን ሓድነትን ወዘተ. ዘጠቓልል ኣዝዩ ሰፊሕ ትርጉም ዘለዎ እዩ። ኣብዚ ናይ ረብሓታት ዓለም፡ እዚ ረቛሒታት'ዚ ዘየማልእ ህዝቢ፡ ወትሩ ተነቃፊን ንግዳማዊ መጥቃዕቲ ቅሉዕን ኮይኑ፡ ረብሓታቱን ዕብየቱን ክውሕስ ዝኽእል ኣይኮነን።

ኣብ ርእሲ ተሞኩሮ ሓርነታዊ ቃልስና፡ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት ዝሓለፈናዮ ዳሕረዋይ 30 ዓመታት፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ደጊሙ ኣድሚቑዎ እዩ። ዓለም ህድግለነ ዘይብላ ናይ ረብሓን ውድድርን መድረኽ ምዃና ጽቡቕ ጌርና ርኢና ኢና። ኣብ ከምዚ ዝዓይነቱ ሃዋህው፡ ዋሕስና፡ ገዛእ ብቕዓትና እዩ። ሃገራዊ መንደቕ ንሱ እዩ። ብዘይ ብእኡ ኣብ መንደቕ ዘይብሉ ቀጽሪ ከም ምንባር እዩ። ምኽንያቱ ስንፍ ዝበለ ዘናሕስየሉ ወይ ደንጊጹ ዝንሕፎ የለን። ድሕሪ ምርግጋጽ ናጽነት፡ ካብቲ ናይ ግዜ ሓርነታዊ ቃልሲ ዘይንእስ፡ ብዙሕ ተጻብኦታት እዩ ገጢሙና። መንእሰይ ወለዶ፡ ነቲ ካብ ቀዳሞት ተቓለስቲ ዝወረሶ ክብርታት፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ሃገራዊ ንቕሓትን ሒዙ ብጅግንነት እንተዘይምክት ከኣ፡ እቲ ተጻብኦ ብመጠን ክብደቱን ሕልኽላኻቱን ኣይምተሰግረን።

ብኣጋጣሚ መበል 60 ዓመት ምጅማር ዕጥቃዊ ቃልሲ፡ ነዚ ናይ ታሪኽና ሓቅታት ምዝካርን ምስትንታንን ኣድላይነቱ ዕዙዝ ዝገብሮ፡ ኣብ ሕሉፍ ታሪኽ ንምንባርን ምንያትን ዘይኮነ፡ ሓድሽ ታሪኽ ንምስራሕ ደራኺ ስለዝኾነ እዩ። ናይ ሕጂን መጻኢን ወለዶታት ኤርትራ፡ ቀጻልነት ዘሐብን ሃገራዊ ታሪኽና ከረጋግጹን ኣብ ጎደና ዕብየት ክምርሹን እንተኾይኖም፡ ግድን ሕሉፍ ተሞኩሮ ናይዚ ሃገር'ዚ መወከሲኦም ክገብርዎ የድሊ። ምኽንያቱ ሕብረተሰባት ወትሩ ኣብ ቃልሲ እዮም ዝነብሩ። ምስጢር ቀጻልነት ከኣ፡ እቲ ፍሉጥ ናይ ዳርዊን ሕጊ ተፈጥሮ እዩ። "ብቑዕ ይሰርር ድኹም ይጸንት።" ስለዚ ኩሉ መዳያዊ ብቕዓት፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ስነ-ፍልጠታዊ፡ ቴክኖሎጂያዊ፡ ወተሃደራዊ ብቕዓት ክብ ምባል ዋሕስ ምዕባለን ቀጻልነትን እዩ።

ረዚን መስዋእቲ ከፊላ፡ ሓርነታ ዝተጓናጸፈት ኤርትራ፡ ብናጻ ፖለቲካዊ መስመርን ሕርያን፡ ብሰብኣዊን ሃገራዊን ክብረት፡ ብመንፈስ ርእሰ ምርኮሳን ልዑል ልምዓታዊ ትግሃትን ብኣርኣያነት እትጥቀስ ሃገር ክትከውን፡ እቲ ኣብ ጽንኩር መድረኽ ማለት ኣብ ቀዳማይን ካልኣይን ገድሊ ብቑዕ ዕጥቂ ኮይኑ ዘገልገለ፡ ኣብ ኩሉ መዳያት ሓርነት ውሳነ ዘፍቅር ኩነተ-ኣእምሮ ህዝቢን መሪሕነትን ሕጂ እውን ወሳኒ እዩ። ሃገርና፡ ምእንቲ ጥዑም ግን ግዝያዊ ፍታሕ ኢላ፡ ፖለቲካዊ ናጽነታ ዘግድዕ ኣቋራጭ መገዲ ኣይሓረየትን። ሓቅን ፍትሕን ዝጠልቦ ክቡር ዋጋን ምጽማምን ክትከፍል ወትሩ ቅርብቲ ብምዃና፡ ማዕበላት ሽርሒን ተጻብኦን፡ ውዲትን ብድሆን ካብቲ ጸኒዓ ዝሓዘቶ ናጻ መስመር ከንደልህጻ ኣይከኣለን።

መጻእቲ ወለዶታት እምበኣር፡ ልክዕ ከም ናጽነት፡ ምዕባለን ዕብየትን እውን ብዕዮን ጻዕርን እምበር፡ ብልግሲ ዝርከብ ማና ከምዘይኮነ ብምእማን፡ ንፖለቲካዊ ይኹን ቁጠባዊ ጽግዕተኛነት "ኣይፋል!" ብምባል፡ ነቲ ሓቀኛ መገዲ ክብረትን ብልጽግናን ሒዞም ተወሳኺ ታሪኽ ክሰርሑ ቅሩባትን ብቑዓትን ክኾኑ የድሊ። ዝኸሪ ባሕቲ መስከረም ከኣ፡ እቲ ኣብ ነዊሕን መሪርን ሓርነታዊ ቃልሲ ዝተኾስኰሰ፡ ምስጢር ሃገራዊ ሓይልና፡ ብቕዓትና፡ ጥምረትና፡ ጅግንነትና፡ ዜሕብን ታሪኽናን ቅያታትናን ዝኾነ ባህልን ክብርታትን ብቐጻልነት ዓቂብናን ኣማዕቢልናን ናብ ልምዓት ንምቕንዑ ቃልና እነሐድሰሉ ኣጋጣሚ እዩ።

***

# መንእሰይ ፈጣሪ ታሪኽ

## ሰባት ሓለፍቲ'ዮም፡ ጀጋኑ ግን ነበርቲ!

ህዝባዊ መንግስትኣብ

ጀጋኑ ኤርትራ፡ ቅኑዕ ዕላማ ከዐውቱ ካብ ንእስነቶም ንቓልሲ ተበጊሶም። ነቲ መሪር ቓልሲ ንምዕዋት ዝሕተት ውልቃውን ስድራ-ቤታውን ዕድላት፡ ድሌታት፡ ባህጊታት፡ … ሰዊኦም፡ ነታ እንኮ ህይወቶም'ውን ንመውጋእቲ፡ ስንክልናን መስዋእቲን ኣዳልዮም ነቲ ናይ ዓመታት ገድሊ ከይዶም። ንሕና ሰባት፡ ሓንቲ መዓልቲ ጠሚና እንተውዒልና ዝስምዓና ስምዒትን ዝፈጥረልና ጭንቀትን ኩሉ ዝፈተኖ'ዩ። ዝኾነ ሰብ፡ ንካልኢታት ጥራይ እተቐንዘወካ ክታበት ክኽተብ እንከሎ ዝስምዖ ቃንዛን ስቅቕታን ንፈልጦ'ዩ። ሓደ መዓልቲ ብዘይ ፍርናሽን መተርኣስን ምሕዳር ዝፈጥሮ ስእነት ምቾት ኩልና ሓሊፍናዮ ኢና። ሓደ መዓልቲ ካብ ደቅኻ ወይ ወለድኻ ተፈሊኻ ምሕዳር ዝፈጥሮ ናፍቖት ኩልና ፈቲንናዮ ኢና። መንእሰይ ኴንካ እትብህጎን እትደልዮን ዝርዝር መቸም ኩሉ ሰብ ብንእስነት ስለ ዝሓለፈ ዝፈልጦ'ዩ። እቲ ዝርዝር ብዙሕ'ዩ። ይኹን ግን፡ ጀጋኑና መጀመርታ ናይ ንእስነት ሰብኣዊ፡ ውልቃዊ፡ ስድራ-ቤታውን ማሕበራውን ባህግታቶምን ዕድላቶምን ክስውኡ ነይሩዎም። ቅድሚ'ቲ ናይ ህይወት መስዋእቲ፡ ናብ'ቲ ቃልሲ ካብ ዝተጸምበሩላ/ራላ ህሞት'ዩ ጉዕዞ መስዋእቲ ዝጀምር። ብህይወት እንከለኻ እትስውኦ ባህግታትን ድሌታትን፡ ማዕረ'ቲ ናይ መጨረሽታ ናይ ህይወት መስዋእቲ ከቢድ'ዩ። እዚ መስዋእቲ'ዚ ንሓደ መዓልቲ፡ ንሰሙን ወይ ንኣዋርሕ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንዓመታት ካብኡ ሓሊፉ ንዓሰርተታት ዓመታት ዝዝርጋሕ'ዩ። እቲ ክብጻሕ ዝተደልየ ዕላማ ምርግጋጽ ናጽነት ሃገርን ህዝቢን፡ ዝገዘፈ ዕላማ ብምንባሩ፡ እቲ መስርሕ ከይዕንቀፍ ውልቃዊ ባህግታትን ድሌታትን ከም ቅድመ-ኩነት ንድሉውነት ጠቕሊሎም ተሓቚኾም ተረሲዖም'ዮም። ንመዓልታት መግቢ ከይረኸብካ ቆጽለ-መጽሊ ሸማጢጥካ ከብዲ ምዕንጋል'ምበር፡ መግቢ ተሳኢኑ ኢልካ ካብ ግቡእካ ምብኳር ፍጹም ዘይሕሰብ ኰይኑ። ብቦምባታት ነፈርቲ፡ ከቢድ ብረትን ታንኪታትን ዝስዕብ መውጋእቲ፡ ስንክልናን ቃንዛን ሓላል ተወሲዱ። ኣብ'ቲ ንቡር ድቃስ ዘይነበረሉ ህይወት፡ እቲ ሳሕቲ ዝርከብ ድቃስ ``ዘይንሎሚ ለይቲ'ዩ`` እናተባህለ ኣብ ኩርኳሕን ኣሻኹን፡ ኣብ ኣስሓይታን ቀዝሒን ምሕዳር ንቡር ኰይኑ ዓሰርተታት ዓመታት ተሓሊፉ። ናፍቖት ውሉድን ወላዲን፡ ናፍቖት በዓልቲ-ቤትን ኣፍቃሪን/ሪትን ንልቢን ኣእምሮን እናሰርሰሩ፡ ብጭኞ ከይተባህለ ዓመታት ተሰጊሩ፤ ናፍቖቱ/ታ መልሲ ከይተረኽቦ ብኡ ኣቢሉ ንዘልኣለም እምኒ ጸቒጡዎ ተቐጺዩ ዝተረፈ'ውን ክንዲ ፍቕዲ ሰማእታትና'ዩ።

እቲ ድምጺ ከየስምዐ ውልቃዊ መነባብርኡ ጥራይ ክገብር፡ ንስደት ከምርሕ ወይ ቀሊል ምርጫ ብምውሳድ ምስ ጎበጥቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ እናወሸለኸን እናሎቕመጸን ምንባር ዝኣመሰሉ ብዙሕ ኣማራጺታት ህይወት እናሃለዎ፡ ነቲ ዝኸበደን ዝመረረን መንገዲ መስዋእቲ ክኸዶ ዝወሰነ ጅግና ኤርትራዊ፡ ካብ ኩሉ ተኸእሎታትን ምርጫታትን ነዚ ምርጫ'ዚ ምሕራዩ፡ እምብዛ ዘደንጹን ክትሓስቦ ጥራይ'ውን ዝኸብድን'ዩ። ነዚ ምድንጻውን መልሲ ዘይርከቦ ግድልን መሊሱ ዝሓላልኾ ካልእ ክዉንነት'ውን ኣብ ታሪኽ ጀጋኑ ኤርትራውያን ኣሎ። እንተ ብስደት ምስ ስድርኡ፡ እንተ ብትምህርቲ ናብቲ ብተዛማዲ ኩሉ ዓይነት ነገራዊ ዕግበትን ጥጡሕ መነባብሮን እትረኽበሉ ሃገራት



ኤውሮጳን ኣመሪካን ዝበጽሐ መንእሰይ፡ ተመሊሱ ናብቲ እንትርፎ ኣብ መትከልካ ጸኒዕካ ካብ ነብስኻ ዝዓቢ ዕላማ ንምዕዋት ከም ጨርቂ እትበልየሉን ኩሉ ነገራዊ ድልየታት ዘይትረኽበሉን፡ ካብኡ ሓሊፉ ድማ ህይወትካ እትህበሉ ቃልሲ ክጽንበር ምርጫ ዝወሰደ ውሑድ ዘይምኳኑ`ዩ። ብኣየናይ ስነ-ኣእምሮ ወይ ስነ-ፍልጠት ትገልጾ ትንግርቲ`ዩ። ከም በዓል ኣብርሃም ማስሎው ዝኣመሰሉ ተመራመርቲ ስነ-ኣእምሮ (psychologists)፡ ወዲ-ሰብ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ዓወት ንኸበጽሕ ወይ ዓቢ ነገር ንኸረጋግጽ፡ መጀመርያ መግቢ፡ ማይ፡ ክዳን፡ መዕቈቢ፡ ዕረፍቲ፡ ድሕነት፡ ንቡር ፍቕራዊ ዝምድናታት ክረክብ ኣለዎ ይብሉ። እዚ ስነ-ፍልጠታዊ ምርምር`ዚ፡ ብብዙሕ መለከዒታቱ ሓቂ`ዩ። እዞም ስነ-ህይወታዊ ድልየታት እንተ ዘይተማሊኦም፡ ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ንቡር ክሓስብን ዓቢ ዕላማ ክጥምትን ኣይክእልን። እዚ ስነ-ፍልጠታዊ ሓቂ`ዚ ግን፡ ኣብ ታሪኽ ጀጋኑ ኤርትራ ኣይሰርሐን። ብዘይ መሰረታውያን ስነ-ህይወታዊ ድልየታት፡ ዓቢ ዕላማ ክውቃዕ ከም ዝኽእል ጀጋኑና ወዶም-ጓሎም ብግብሪ ኣርእዮሙና። እቲ ብድሆ ግን፡ ስእነት ጥራይ ኣይነበረን። እቲ ብስነ-ፍልጠት "ኣእምሮ ወዲ-ሰብ ስነ-ህይወታዊ ድልየታቱ እንተ ዘይተማሊኡሉ ንቡር ክሓስብ ወይ ዓቢ ዕላማ ክጥምት ኣይክእልን`ዩ" ተባሂሉ ዝግለጽ ወዲ-ሰብ ብምስሊ ኤርትራውያን ጀጋኑ ምስ ቆመ፡ እሞ ድማ ብግብሪ ኩሉ ዘይነበሮ ኣንጻር`ቲ ናቱን ናይ ሓያላን ደገፍቱን ተወሲኽዎ ኩሉ ነገር ዝነበሮ ጸላኢ ገጢሙ ነቲ ዓቢ ዕላማ ከዐውት ምኽኣሉ መስተንክር`ዩ። ነገራዊ ድልየታት ኣይባህገይን`ዩ፡ ምጥማይን ምጽማእን ካብ ዕላማይ ኣይዕንቅፈኒን፡ ናፍቖትን ፍቕሪን ኣየሰንፈኒን ኢሉ ዝኣምነ ሓጺናዊ ስነ-ኣእምሮ፡ ንተፈጥሮኣዊ ስነ-ህይወታዊ ባህግታቱ ስለ ዝሰዓረን ዝኸሓደን፡ ካብ ነብሱ ዝዓቢ ዕላማ ህዝቢ ከዐውት ኣይተጸገመን።

ዝኾነ ሰብ፡ ብውልቁ ነገራዊ ዓስቢ/መኽሰብ ንዘረኽበሉ ዕላማ ክበጽሕ ተወፍዩ ይቃለስ እዩ። እቲ ክብጻሕ ዝድለ ዕላማ፡ ዝሓቶ ዋጋ (ግዜ፡ ኣብ ቅድሚ ከበድቲ ብድሆታት ናብራን ሓርፋፍ ጕዕዞን ምጽማምን፡ ወዘተ.) እናኸበደ እንተ ኸይዱ፡ ነቲ ዝጀመሩዎ ቃልሲ ክሳብ መወዳእታ ዘብጽሑ ኣዝዮም ውሑዳት እዮም። ጀጋኑ ኤርትራ ግን፡ ብውልቆም እንትርፎ ጽምኣት ሓርነት ህዝቦም ረውዩ ብምርኣይ ዝዓግብ መንፈሶም ካልእ ነገራዊ ዓስቢ/መኽሰብ ንዘይረኽብሉ ቃልሲ፡ ኣብ ቅድሚ ኩሉ ዓይነት ብድሆታት ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ብምኽፋል ዕላምኦም ኣዐዊቶም። ጽምኣት ሓርነት ህዝቢ ምርዋይ። ናይ ሓደ ውልቀ-ሰብ መኽሰብ ዘይኮነስ፡ ናይ ሓፋሽ መኽሰብ። ንስኻ ብውልቅኻ ንዘይትረብሓሉ ዕላማ ክሳዕ ህይወትካ ብምኽፋል ዝግለጽ ፍቕሪ ድማ እንትርፎ ኣብ ትምህርቲ ቕዱሳት መጽሓፍቲ፡ ኣብ ካልእ ተራእዩ ኣይፈልጥን። በዚ ምኽንያት፡ ፍቕሪ ጀጋኑ ንህዝቢ ኤርትራ ብጹእ`ዩ። በዚ ምኽንያት ከኣ፡ ጀጋኑና ኣብ ዙፋን ክብረት ነበርቲ`ዮም። በቲ ኣብ ወለድኦም ዝሰርሕዎ፡ ዝፈጠሩዎን ዝወነኑዎን ታሪኽ ከኣ ንዘልኣለም ተዘከርቲ`ዮም። ወለዶ ይከኣሎ ንዝሰርሖን ዝፈጠሮን ታሪኽ ክልውጥ፡ ክሰርቕ፡ ከናሹ ዝኽእል ዝኾነ ሓይሊ የለን።



መንፈስ ሃገራውነትን ተወፋይነትን ጀጋኑና ኣብ መንፈሱ ዘስረጸ ወለዶ ዋርሳይ`ውን፡ ብግዲኡ ታሪኽ ናይ ምፍጣርን ምውናንን መድረኽ ተረኪቡ፡ ሃገር ኣድሒኑን ማሕበረ-ቍጠባዊ ምዕባለ ህዝቢ ምስ ኩሉ ብድሆታቱ ኣብ ዝሓሸ ደረጃ ኣብጺሑዎን ይርከብ። ኣብዚ ዝሓለፈ 22 ዓመታት ኩሉ ኣብዛ ሃገር ዝተፈጸመ ታሪኽ፡ ሳላዚ ልክዕ ከምቲ ቀዳማይ ወለዶ ኣብ ቅድሚ ኹሉ ዓይነት ብድሆታት ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ክኸፍል ደው ዝበለን ብግብሪ ዝኸፈለን ዝተረጋገጸ`ዩ። እቲ ህላወ ህዝቢን ሃገርን ንምድሓንን ድኽነት ንምስዓርን ዝተኻየደ ምርብራብ፡ ኣብ ማእከሉ ስነ-ህይወታዊ ተፈጥሮኡ ዝሰዓረ፡ ውልቃዊ ረብሓ ንዘይረኽበሉ ግን ከኣ ቅዱስ ዕላማ ንምጭባጥ ዝተወፈየ ወለዶ ዋርሳይ ኣሎ። ቅዱስ ዕላማ (ንሓፋሽ ዝጠቅም ጽቡቕ ነገር) ንምርግጋጽ ዝቃለስ ድማ ብጹእ`ዩ`ሞ፡ ወለዶ ዋርሳይ ንኤርትራን ህዝባን ዘለዎ ፍቕሪ ብጹእ ምዃኑ ኣርእዩ`ዩ። እዚ ወለዶ`ዚ`ውን፡ ናይ ገዛእ-ርእሱ ታሪኽ ብምፍጣርን ብምውናንን ኣብ ሰንሰለት ወለዶታት ኤርትራ ኣብ ዙፋን ክብረት ዘቕምጦ ውርሻ ሰሪሑ ኣሎ። ንዘልኣለም ዘዘክሮ ታሪኽ ሰሪሑ`ዩ፡ ታሪኽ ወኒኑ`ዩ። ሕጂ`ውን፡ ወለዶ ዋርሳይ ንዝሰርሖን ዝፈጠሮን ታሪኽ ክልውጥ፡ ክሰርቕ፡ ከናሹ ዝኽእል ዝኾነ ሓይሊ የለን።

ካብ ነብስኻ ዝዓቢ ዕላማ ንምዕዋት፡ ውልቃዊ ረብሓ ከይተጸበኻ መዋእልካ ምውፋይን ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ምኽፋልን፡ ልዑል ደረጃ ንቕሓትን ሓጺናዊ ስነ-ኣእምሮን ይሓትት። ከምዚ ዓይነት ጅግንነት ምፍጻም ከኣ ተባዕ ውሳነ/ምርጫ እምበር ዕጫ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ብዛዕባ ውልቃዊ ዋኒኑን ረብሓኡን ዝሓስብ ሰብ ነዚ ውሳነ/ምርጫ`ዚ ኣይከዶን`ዩ። ብግደ ሓቂ፡ ነዚ ተወፋይነትን መስዋእቲን`ዚ ዝኸድዎ ኣዝዮም ውሑዳት`ዮም። እቶም ነዚ ዝኸዱዎ ጀጋኑ ኸኣ ዝኾነ ተራ ሰብ ዘይፍጽሞ ተግባራት ስለ ዝዓመሙን ክብሪታት ስለ ዝተጐናጸፉን፡ እቶም ፍረ ተወፋይነትን ኩሉ ዓይነት መስዋእቲን ናይ`ዞም ጀጋኑ ዝኾኑ ሓርነት፡ ድሕነትን ኣርዑት ድኽነት ዝሰበረ ናብራን ዝረኸብና ሓፋሽ፡ ነዞም ፈጠርቲ ሓድሽ ክዉንነት ንዘልኣለም ከነኽብሮምን ክንዝክሮምን ግቡእ`ዩ።

# ጻንሖት
# ምስ ምሁር ስነቑጠባ
## ዶ/ር ኣሚነ ተኽላይ



**ዶ/ር ኣሚነ ተኽላይ፡ ኣብ ኮለጅ ቢዝነስን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ-ቐይሕ መምህር ስነቑጠባን ዳይረክተር ጉዳያት ተመሃሮን ኰይኑ ዝሰርሕ ዘሎ'ዩ። ዋና ጸሓፊ ሃገራዊ ኮሚቴ ኦሎምፒክ ኤርትራ ብምዃን ከኣ ወለንታዊ ኣበርክቶ ኣብ ምግባር ይርከብ። ካብዚ ብምቕጻል፡ ንጉዕዞ ሂወቱ፡ ትምህርቱ፡ ስርሑ፡ ዝንባለኡ፡ ዕምቈት ፍልጠቱን ሞያኡን ኣመልኪትና ኣዕሊልናዮ ኣሎና። ዶ/ር ኣሚነ ብሕልፊ ኣብቲ ምስ ሞያኡ ዝተኣሳሰር፡ ፍልጠቱ ከይበቖቐ ኣማእዛኒ ሓሳባት ስለዝሃበና ብስም መጽሔት መንእሰይን ኣንበብታን ልባዊ ምስግና ነቕርበሉ።**

**◆ ብናይ ትምህርቲ ጉዕዞኻ ክንጅምር ዶክቶር ኣሚነ ተኽላይ። ናይ መባእታ፡ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ኣበይ ተማሂርካ?**

ናይ መባእታ ትምህርተይ ኣብ ወኪ ንኡስ ዞባ ሰረጀቓ እየ ተማሂረ። ናይ ማእከላይ ደረጃ'ውን ኣብ ንኡስ ዞባ ሰረጀቓ ደቀሰብ ኣብ ዝብሃል ዓዲ እየ ተማሂረ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ኣስመራ ሓፈሻዊ ካልኣይ ደረጃ ደብረጽዮን ቅድስቲ ማርያም እየ ተማሂረ።

*** ኣብ ትምህርቲ ዝነበረካ ተገዳስነትን ድሌትን**

ተገዳስነትን ድሌትን ኣብ ትምህርቲ ካብ መባእታ'ዩ ዝጀምር። ብርግጽ ተገዳስነት ኣብ ትምህርቲ ዕድመ እናወሰኽካ እናዓበኻ ክትከይድ ከለኻ'ዩ ዝርድኣካ። ኣነ'ውን ከም ዝርድኣኒ ካብ ራብዓይ ክፍሊ ጀሚረ እየ ዝያዳ ተወዳዳሪ ኮይነ። ካብኡ ጀሚረ ድማ ክሳብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ዚውድእ ቀዳማይ ተርታ እናወጻእኩ ዛዚመ ማለት እዩ።

**◆ ኣብ ትምህርቲ ክትነፍዕ ካብ ዝደረኾኻ ብፍሉይ ትገልጾ**

ኣብ'ቲ መጀመርታ እዋን ልዕሊ'ቲ ብመደብ እተካይዶ መጽናዕቲን ጻዕሪን፡ ናይ ወለድኻን ናይ መምሃራንካን ሞራልን ምትብባዕን ወሳኒ ኮይኑ እስምዓኒ። ብፍላይ ኣብቲ ናይ መባእታ ደረጃ፡ ካብ ብጾተይ ማለት ካብቶም ተወዳደርቲ ፍልይ ዚበለ ጻዕሪ ዘካይድ ዚነበርኩ ኮይኑ ኣይስመዓንን። ግና መምሃራንካ፡ ወለድኻ "ኣጆኻ፡ ንፋዕ" እናበሉ ከተባብዑኻ ከለዉ፡ ወለድኻ ብውጽኢትካ ክሕጎሱ ኸለዉ ብዝተፈላለየ መብጽዓታት ክተባብዑኻ ከለዉ፡ ሞራል ትረክብ፡ ዝያዳ ከተሐጉሶም ትጽዕር።

ደረጃ እናወሰኽካ ክትከይድ ከለኻ ትምህርቲ'ውን እናጸዓቐ ይኸይድ፡ ብዙሕ ግዜ ይደሊ፡ ብዙሕ ምንባብ ይደሊ፡ ስለዚ ናትካ ሜላ ከተውጽእ ናይ ግድን ይኸውን። እቲ ኣብ መባእታ ክይተረድኣካ እናተጻወትካ እተማዕብሎ ባህሊ ናይ ኣጸናንዓ ሕጂ ኣዝዩ ሓጋዚ መበገሲ ይኾነካ ማለት እዩ።

ስለዚ ካብ ማእከላይ ክሳብ ካልኣይ ደረጃ ካብኡ ሓሊፉ ክሳብ ዩኒቨርሲቲ እምበኣር ዘዕውተካ ሜላ ኣጸናንዓ እናነጸርካ ኢኻ ትኸይድ። ኣነ ከም ሜላ፡ ውልቃዊ ኣጸናንዓ እፈቱ። ብጉጅለ ምርድዳእ'ውን እድግፎ እየ፡ ግና መጀመርታ ብውልቅኻ ጽቡቕ ገይርካ ከየጽናዕካ ናብ ናይ ጉጅለ ምርድዳእ ምእታው ኣይመርጾን። ግዜ ኣብ ትምህርቲ ወሳኒ'ዩ። ክትነፍዕን ክትሓምቕን ግዜኻ ብኸመይ ትጥቀመሉ ሓደ መምዘኒ'ዩ። ኣብ ትምህርቲ ዕዉት ክትከውን ኩሉ ኣብ ልክዕ ግዜኡ ክተተግብሮ ኣለካ። ዕዮ ገዛ ኣብ ግዜኡ፡ ዕዮ ክፍሊ፡ መጽናዕቲ፡ ዕረፍቲ፡ ጸወታ ኣብ ግዜኡ እንተዘይተተግቢሩ ኣብ ውጽኢት ሳዕቤን ኣለዎ።

ብዘይካ'ዚ መካይድኻ፡ ኣዕሩኽትካ ምልላይ'ውን ኣገዳሲ'ዩ። ከማኻ ኣብ ትምህርቲ ዚግደስ፡ ክዕወት ኣብ ደረጃ ተወዳዳሪ ኪኸውን ዝጽዕር

ዓርኪ ኪህልወካ ኣዝዩ ጽቡቕ እዩ። ምኽንያቱ መንፈስካ፡ ዕላልካ፡ ኣካይዳኻ ተመሳሳልነት ስለዘለዎ፡ ንውጽኢትካ ኣዝዩ ይጸልዎ እዩ። ነዚ ዚገልጽ ምስላ'ውን ኣለና፡ "መን ምኧንካ ኪነግረካ ምስ መን ከም ትኸይድ ንገረኒ" ዚብል። ስለዚ ኣብ ብዙሕ ዝርዝራት ከይኣተኹ፡ እዞም ዝጠቐስኩዎም ረቛሒታት ኣብ ውጽኢት ትምህርተይ ደረኺ ጽልዋ ኔሮዎም ክብል እኽእል።

### ◆ ኣብ ትምህርቲ ምንፋዕ ተውህቦ'ዩ፡ ንፉዓት ምስ ብልሑም እዮም ዝውለዱ ይበሃል'ዩ። ርእይቶኻ

ተራ ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ወይ ድማ ተውህቦ ኣብ መንፈዓት ሓደ ተመሃራይ ዘካትዕ ነገር ኣይኮነን። ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ዘለዎም ተመሃሮ ካብ ብጾቶም ውጽእ ዝበለ ዓቕሚ ዝውንኑ እዮም። ኣብ ትምህርቲ ብዝቐልጠፈን ዝቐለለን ናይ ምርዳእን ናይ ምምላኽን ዓቕሚ ኣለዎም። ጸገማት ብቐሊሉ ናይ ምፍታሕን ክእለታቶም ናይ ምምዕባልን ብቕዓት ኣለዎም። ተፈጥሮኣዊ ተውህቦ ዘለዎም ተመሃሮ ብባህሪኦም ኑብሶም ዝኽኣሉ'ዮም፡ ልዑል ተሳታፍነት ኣለዎም፡ ናይ ምውድዳር መንፈሶም ዝዓበየ እዩ፡ ብዝያዳ ኣብ ናይ ውልቂ መጽናዕቲ ወይ ስራሕ የተኩሩ። በቲ ካልእ መዳይ ከኣ "gifted" ወይ ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ዘይብሉ ተመሃራይ ኣብ ትምህርቲ ክነፍዕ ኣይክእልን'ዩ ዝብል ምጉት የለን። ብዙሓት ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ዘይብሎም ግን ከኣ ኣዝዮም ንፉዓት ተመሃሮ ኣለዉ። ምንጪ መንፈዓት ናይ'ዞም ተመሃሮ እዚኦም ድማ ኣብ ትምህርቲ ዝገበሩዎ ጻዕሪ እዩ። ሓርኮትኮት በሃልቲ'ዮም።

ስለዚ ንኽልቲኦም ተውህቦ ዘለዎምን ዘይብሎምን (gifted and non-gifted) ዝበሃሉ ተመሃሮ ወሳኒ ረቛሒ ድርኺት (motivation) እዩ። ተፈጥሮኣዊ ብልሒ ሃለዩካ ድርኺትን ተገዳስነትን እንተዘይብልካ ብልሒኻ ዘይክትጥቀመሉ ወይ ዘይክትነፍዕ'ውን ትኽእል ኢኻ። ተፈጥሮኣዊ ተውህቦ ዘይብልካ፡ ልዑል ድርኺትን ተገዳስነትን ጻዕርን እንተገይርካ ማዕረ'ቶም ተውህቦ ዘለዎም (gifted) ተመሃሮ ዘይትነፍዓሉ ምኽንያት የለን። ነዚ ዘረጋግጸልና ብዙሕ ኣብነት ድማ ኣሎ። እዚ ክብል ከለኹ እተድምዓሉ ዓይነት ትምህርቲን ሞያን ብኢጋኡ ምልላይ ኣገዳሲ ምዃኑ ኣብ ግምት ከኣቱ ኣለዎ።

### ◆ ናብ ዩኒቨርስቲ ብኸመይ ኣቲኻ? ስለምንታይ ኣብ ስነቑጠባ? ሂወት ዩኒቨርቲ ከመይ ነይሩ? ከሳዕ መመረቕታ ዝነበረ ጉዕዞ ኮለጅ

ኣብ 1996 ናይ ካልኣይ ደረጃ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ተፈቲና፡ ምስ ኣባላት ሓምሻይ ዙርያ ሳዋ ወሪደ። ብድሕሪኡ ድማ ናብ ዩኒቨርሲቲ ዘሕልፈኒ ነጥቢ ስለዘምጻእኩ ናብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ኣትየ። ኣብ ቀዳማይ ዓመት ዩኒቨርሲቲ (Freshman) ሓፈሻዊ ኮርሳት ኢኻ ትወስድ። እዞም ኮርሳት እዚኣቶም፡ ካብ ካልኣይ ዓመት ክሳብ ራብዓይ ዓመት ከመይ ዓይነት ዓውድታት ትምህርቲ ወይ ኮርሳት ክትጽብ ትኽእል ኣንፈት ዝህቡኻ እዮም። ኣብ ዝመረጽካዮ ዓይነት ክፍሊ (Department) ንኽትኣቱ ድማ ኣብ ቀዳማይ ዓመት እተዋህልሎ ነጥቢ ኣገዳሲ'ዩ። ስለዚ ናይ "Freshman" ሂወት ምስ ኩሉ ሓድሽ ኣከባቢ ምዃኑ፡ ናይ ኮርሳት ብዝሒ ሰዓታት (load)፡ ባህሊ ናይ ዩኒቨርሲቲ ወይ ኮለጅ፡ ንናይ ቀጻሊ ዓወት ወሳኒት ዓመት እያ። ስለዚ ነዛ ናይ Freshman ሓጎጽጎጽ ብዓወት ዛዚመ ድማ ብምርጫይ ኣብ ክፍሊ ስነ-ቁጠባን ፋይናንስን ኣትየ ማለት እዩ።

### * ስለምንታይ ኣብ ስነቑጠባ

ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ እኹል ድሕረ-ባይታ ብዛዕባ ኣገዳስነት ስነ-ቁጠባ ስለዝነበረኒ'ዩ ስነ-ቁጠባ ክጽንዕ ወሲነ'ኹ እንተዘይበልኩ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝተማሃርኩዎ መባእታዊ ትምህርቲ ብዛዕባ ስነ-ቁጠባ ኣብ ምርጫይ ወሳኒ ተራ ኔርዎ ክብል እኽእል። ብዘይካ'ዚ መራኸቢ ብዙሃን (ራድዮ፡ ጋዜጣ፡ ናይ ውሽጥን ናይ ደገን መጽሔታት) እከታተልን እንብብን ስለዝነበርኩ፡ እቲ ናይ ስነ-ቁጠባ ኣምራት ተገዳስነት ንኽሕድር ጽልዋ ነይሩዎ ክብል እኽእል።

### * ትምህርቲ ዩኒቨርስቲ እሞ ከመይ ረኺብካዮ?

ኣብ ክፍሊ ስነ-ቁጠባን ፋይናንስን ምስ ኣተኹ ዝነበረ ሂወት፡ ርጉእ ብዙሕ ሸቕልቀል ዘይነበሮ ሂወት'ዩ ነይሩ ክብል እኽእል። ብመጀመርታ ብምርጫይ ብምእታወይ ነቲ ትምህርቲ እናፈተኹዎን እናፍቀርክዎን እየ ተማሂረዮ። እቲ መጽናዕቲ ድማ ኣብ'ቲ ቅድሚ ዩኒቨርሲቲ ዝነበረ ሂወት ተለማሚደዮ ስለዝጸናሕኩ ብውሑድ ምምዕርራይ (adjustment) ኣብቲ ንቡር ሂወት ናይ ዩኒቨርሲቲ ክኣቱ ኣይተሸገርኩን። በዚ ድማ ኣርባዕተ ዓመት ትምህርቲ ሓደ ዓመት ናይ ዩኒቨርሲቲ ኣገልግሎት ኣብ ኮምሽን ረዲኤትን ስደተኛታትን ኤርትራ ዛዚመ ኣብ 2001 ተመሪቐ።

### ◆ ድሕሪኡ ናበይ ኣበልካ?

ብድሕሪ'ዚ ኣብ'ቲ ኮምሽን ንሓጺር እዋን ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ እምባትካላ ተደኩኑ ዝርከብ ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ብEritrean Institute of Management ዝፍለጥ ዝነበረ ብስነ-ቁጠባ ዝወድእ ተሓጋጋዚ መምህር ክቑጸሩ ስለዝደለዩ፡ ተወዳዲረ ኣቡኡ ኣትየ። እቲ ትካል ስራሑ ንግዚኡ ደው

> ተፈጥሮኣዊ ብልሂ ወይ ተውህቦ ዘይብልካ፣ ልዑል ድርኺትን ተገዳስነትን ጻዕርን እንተገይርካ ማዕረ'ቶም ተውህቦ ዘለዎም (gifted) ተመሃሮ ዘይትነፍዓሉ ምኽንያት የለን ።



ኣቢሉ ኔሩ፡ ኣነ ድማ ናብ ክፍሊ ስነ-ቁጠባን ፋይናንስን ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ተሰጋገረ።

**◆ ናይ ማስትረይት ዲግሪ ኣበይን ብኸመይን ተማሂርካ? እቲ ጉዕዞ ከመይ ነይሩ? ድሕሪኡ ናበይ ኣበልካ?**

ከም ልሙድ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ከም ተሓጋዚ መምህር (Graduate Assistant) እንተተቘጺርካ፡ ኣድማዒ ኣበርክቶ ክትገብር እንተኺንካ ድሕሪ ዝተወሰነ ግዜ ኣብ ወሽጢ ክልተ-ሰለስተ ዓመት ንዝለዓለ ደረጃ ትምህርቲ ኢኻ ትልኣኽ። ኣብ'ቲ ግዜ'ቲ ኮለጅና ምስ ናይ ነዘርላንድስ ዩኒቨርሲታት ምትእስሳር (Linkage) መስርሑ ስለዘነበረ፡ ዝበዝሕ ናይ'ቲ ኮለጅ ስታፍ ናብኡ'ዩ ዝኸይድ ነይሩ። ኣነ ድማ ተራይ ኣኺሉ ምድላዋት እናገበርኩ ከለኹ፡ ናብ ደቡብ ኣፍሪቃ ተቐይሩ ኣሎ ተባሂለ፡ ኣብኡ'ውን ንደቡብ ኣፍሪቃ ክንበገስ ፓስፖርት ኣውጺኡ ተባሂልና ኣውጺእና እናተጸበና፡ ንሱ'ውን ንግዜኡ ደው ኢሉ ኣሎ ተባሂልና። ብድሕሪ'ዚ እቲ ክፍሊ ስነ-ቁጠባ ብቑጽርን ብዓቕምን ደሓን ዝኾኑ ኣባላት ስታፍ (PhD ዘለዎም) ስለዝነበሩዎ፡ ናይ M.A ትምህርቲ ይጀምር ተባሂሉ። ካብ'ቶም ቀዳሞት ኣብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ናይ ማስተርስ ትምህርተይ ተኸታቲለ፡ ኣብ 2006 ዛዚመ ማለት እዩ። ብድሕሪኡ ንሽዱሽተ ዓመት ናይ ስነ-ቁጠባ (Economics) መምህር ኮይነ ሰሪሐ። ኣብ 2013 ድማ መንግስቲ ብዝሃበኒ ዕድል ናይ ዶክትረይት ዲግሪ (PhD) ትምህርተይ ክከታተል ናብ ደቡብ ኣፍሪቃ ከይደ።

**◆ ኣብኡ'ኸ እንታይ ኢኻ ኣጽኒዕካ? እንታይ ተመራሚርካ ወይ ተፈላሲፍካ? ውጽኢት ርኽበትካኸ**

ከምቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስኩዎ፡ ኣብ 2013 መንግስቲ ብዝሃበኒ ናይ ማህደረ ትምህርቲ ዕድል ናይ PhD ትምህርተይ ኪከታተል ናብ ደቡብ ኣፍሪቃ ከይደ። ትምህርተይ ክሳብ ዚዛዝም ኩሉ ወጻኢታት ብመንግስቲ'ዩ ተሸፊኑ፡ በዚ ኣጋጣሚ ንዘተዋህበኒ ዕድል ከመስግን እደሊ።

ኣብ ደቡብ ኣፍሪቃ ምስ'ቲ ናይ PhD መጽናዕቲ ዝኸይድ ዝተመርጸ ኮርሳት ወሲደ፡ ዝበዝሐ ግዜን ጻዕርን መጽናዕታዊ ወረቐት ምድላው (PhD thesis preparation) እዩ ኔሩ። እቲ ዝገበርኩዎ መጽናዕቲ ኣብ ኤርትራ'የ ኣካይደዮ። ብቐንዱ እቲ ኣርእስቲ ብመልክዕ ማይክሮፊናንስ ዝውሃብ ናይ ልቓሕን ውህለላን ዕድላት ኣብ ገጠር ንዝርከቡ ተጠቀምቲ ኣብ መነባብርኦም (livelihood) ዘምጽኦ ጽልዋ ከመይ ይመስል ንምድህሳስ ዝዓለመ'ዩ። ብመሰረት ዝተኸተልኩዎ ናይ መጽናዕቲ ኣገባብ ድማ ኣብ ዞባታት ደቡብን ጋሽባርካን ብፍላይ ድማ ኣብ ንኡሳን ዞባታት ቶኾምቢያን ጎኘን ኣብ ጋሽ ባርካ መንደፈራን ደቀምሓረን ድማ ካብ ደቡብ ካብ ርሑቕ ገጠራት'ውን ከይተረፈ ቅምሶታት ወሲደ ሓበሬታ (Data) ኣኪበ ማለት'ዩ። እቲ ዝተጠቐምኩሉ ኣገባብ መጽናዕቲ ሓውሲ-ምኩራዊ (Quasi-experimental) ኣገባብ'ዩ ኔሩ ማለት እዩ።

እዚ እንታይ ማለ'ዩ፡ እቶም ናይ ልቓሕን ውህለላን ዕድል ዝጥቀማ ስድራቤታት ምስ ተጠቀምቲ ዘይኮና ስድራቤታት ብብዙሕ ረቛሒታት (ብዕድመ፡ ደረጃ ትምህርቲ፡ ብዝሒ ስድራ፡ ጾታ፡ ኩነታት መርዓ፡ዋንነት ጥሪት፡ ዋኒነት ናይ ሕርሻ መሬት ወዘተ) ክወዳደራ ኸለዋ እንታይ ዓይነት ናይ መነባብሮ ፍሉይነት ኣለወን ንምርኣይ'ዩ። ኩነታት መነባብሮ ክውክሉለይ ዝመረጽኩዎም ረቛሒታት ካብ ንኡስ ዋኒን ትካላት ዝርከብ ገንዘባዊ መኽሰብ፡ ኣብ ምግባዊ ነገራት ዝገበር ወጻኢታት፡ ኣብ ዘይመግባዊ ነገራት ዚግበር ወጻኢታት፡ ዋጋ ዝውንነወን ጥሪትን ዋጋ ዝውንኑዎ ዘበታዊ ንብረትን ዝጠርነፈ'ዩ ኔሩ። ስለዚ ኩሉ'ቲ ስታቲስቲካዊን ኢኮኖመትሪያውን ኣገባባት ተጠቒመ ኣብ መወዳእትኡ እቲ ውጽኢት፡ እቲ ፍልልይ ኣዝዩ ዓቢ'ኳ እንተዘይኮነ፡ ዕድላት ንኡስ ልቓሕን ውህለላን ዝጥቀማ ስድራቤታት ካብ'ተን ነዚ ዕድል ዘይጥቀማ ስድራቤታት በዞም ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስኩዎም ረቛሒታት ዝሓሸ መነባብሮ ከም ዘለወን ኣረጋጊጸ ማለት'ዩ።

ኣብ መወዳእታ፡ ህላወ ማይክሮፊናንሲያዊ ዕድላት ኣብ ምምሕያሽ መነባብሮ ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ ኣብ ገጠራት ብዙሕ ናይ ወግዓውያን ባንክታት ኣገልግሎት ዘይብሉ ኣገዳሲ ኣበርክቶ ከም ዘለዎ'ዩ እቲ ርኽበት ዘረጋግጽ።

**◆ ናይ ስራሕ ዓለም ተሞክሮኻ ከመይ ይመስል? ኣሕጽር ኣቢልካ ክትገልጸልና**

ናይ ስራሕ ተሞክሮይ ዳርጋ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ምስ ምዝዛዘመ'ዩ ዝጀመር። ካብ ግዜ ንእስነተይ ጀሚረ መራኸቢ ብዙሃን

ኣነ ከም ሜላ፣ውልቃዊ ኣጸናንዓ እፈቱ ። ብጉጅለ ምርድዳእ'ውን እድግፎ እየ፤ግና መጀመርታ ብውልቐኻ ጽቡቕ ገይርካ ክየጽናዕካ ናብ ናይ ጉጅለ ምርድዳእ ምእታው ኣይመርጾን ።

ናይ ምክትታል ባህሊ ኤይሩኒ። እዚ ሕጂ ጋዜጠኛ ናይ ምኳን ድሌት'ውን ኣሕዲሩለይ'ዩ። ኣብ 1996 ናይ ማትሪክ መርመራ ምስ ገበርኩ፡ ክሳብ ንሳዋ ንወርድ ኣብ ዝነበራና 2-3 ኣዋርሕ፡ ብሚኒስትሪ ዜና ንጋዜጠኝነት ዝምልከት ክፉት ቦታ ስራሕ ወጺኡ፡ ሕጂ ትም ኢለ ኣመልኪተ ፈተናታትን ቃለ-መሕትትን ሓሊፈ ተዓዊተ። ንስራሕ መጀመሪ ተባሂሉ ሓጺር ናይ ጋዜጠኝነት ስልጠና ወሲድና፡ ኣብ ክፍሊ ራድዮ ተመዲበ። ሽዑ ንሳዋ ተበጊሰ። ኣብ ሳዋ'ውን ከም ወኪል ናይ ዜና ኮይነ ክሳብ ናይ ማትሪክ ውጽኢት ዝንገር እናተዓለምኩ ሰሪሐ። ድሓር ናብ ዩኒቨርሲቲ ስለዝሓለፍኩ ምስ ትምህርቲ ኣይቀጸልኩዎን።

እናተማሃርኩ'ውን ሃማመተኤ ምስ ትካላት መንግስቲ ብምትሕብባር ንመንእሰያት ክረምታዊ ስራሕ ይውሃብ ኔሩ፡ ኣብ'ዚ እውን ኣብ ሚኒስትሪ ዕዮን ሰብኣዊ ድሕነትን ክረምታዊ ስራሕ ተመዲበ፡ ኣብ መጽናዕቲን ምእካብ ሓበሬታ ዘይወግዓዊ ጽላት (Informal sector) ሰሪሐ፡ ጽቡቕ ናይ research መበገሲ ክኾነኒ ዝኽእል ተሞክሮ ቀሲመ።

ተመሃራይ እናሃለኹ ኣብ ሳልሳይን ራብዓይን ዓመት ኣብ ሃማመተኤ ከም ኣወሃሃዲን ጋዜጠኛን ኣንባቢን ራድዮ መደብ መንእሰያት ኮይነ ወለንታዊ ስራሕ ኣበርኪተ። ኣብ ጋዜጣ ትርግታ'ውን ኣበርክት ነይረ። ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው ማሕበር ከም ናይ ከፊላዊ ግዜ (part-time) ክቖጽር ዕድል ስለዝተኸፍተለይ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ስርሓት ማሕበር ተሳቲፈ ኣገዳሲ ተሞክሮ ቀሲመ፡ exposure ረኺበን ኩሉመዳያዊ ንቕሓት ከማዕብል ክኢለን እየ። ኣብ መጽሔት መንእሰይ'ውን ከም ኣባል ቦርድ ምስንዳእ ኮይነ ንገለ ዓመታት ሰሪሐ ነይረ'የ።

**◆ ተመክሮኻ ኣብ መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርንከ?**

እዚ ኸኣ እቲ ኻልእ ምንጪ ተሞክሮ ሂወት'ዩ። እዚ ናይ ኣካዳሚ ተሞክሮ ካብ'ቲ ካልእ ፍሉይ ዝገብሮ ኩሉ ግዜ እናተሓደሰካ ስለ እትቕጽል እዩ። ስራሕ ምምህርና ኩሉ ግዜ ተመሃራይ'ዩ ዝገብረካ። ነፍሲ-ወከፍ ሰሚስተር ሓድሽ "ኮርስ" ንበበይኖም ዓመት ተመሃሮ ክትምህር ኣለካ፡ ስለዚ ቀጻሊ ምንባብ ቀጻሊ ምድላው የድልየካ። እቲ ዓውደ-ትምህርቲ "Economics" እውን ብባህሪኡ ዳይናሚክ ብምኳኑ፡ ኣብ'ቲ ዓውዲ ዝፍጠር ክልሰ-ሓሳብን ውጽኢት ምርምራትን ክትድህስስ ስለእትህቅን ብመንጽር ፍልጠት ኣብ ቀጻሊ ህንጸት ኢኻ ትርከብ።

**◆ ኣብ ሃገራዊ ኮሚቴ ኦሎምፒክ ኤርትራ'ውን ትነጥፍ ኢኻ**

- ንሱ ኸኣ ጎድኒ ጎድኒ ምዱብ ናይ ኮለጅ ስረሐይ ዘካይዶ እዩ። ከም ዝጠቐስካዮ፡ ካብ 2018 ጀሚረ ኣብ ሃገራዊ ኮሚቴ ኦሎምፒክ ኤርትራ ከም ዋና ጸሓፊ ኮይነ ወለንታዊ ኣበርክቶ ኣብ ምግባር እርከብ ኣለኹ። እዚ'ውን ናይ ገዛእ ርእሱ ምስ ስፖርት፡ ምድላው ፕሮጀክቲታት፡ ርክባት ምስ ዝተፈላለዩ ናይ ውሽጢ ዓድን ወጻእን መሻርኽቲ ስለዘለዎ ዓቢ ተሞክሮን exposureን እረኽበሉ ኣለኹ ክብል እኽእል።

**◆ ተራ ትምህርቲ ኣብ ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ እንታይ'ዩ ትብል?**

ትምህርቲ ኣገዳሲ መሳርሒ ማሕበራዊ፡ ቁጠባዊን ባህላዊን ለውጢ'ዩ። ሓደ ሰብ ኣብ ኣተሓሳስባኡ ለውጢ ኣምጺኡ እንብሎ፡ ንምዕባለን ገስጋስን ዝሕግዙ ሓደስቲ ኣተሓሳስባታት ሓንጎፋይ ኢሉ ክቕበሎም ክኽእል ከሎ'ዩ። ሕብረተሰብ ናብ ዝበረኸ ደረጃ ክሰጋገር እንተኾይኑ፡ ነቲ ሕብረሰተብ ኣቕኒዖሞ ዘለዉ ወልቀ-ሰባት ብኣተሓሳስባኦምን ብንቕሓቶምን ክቕየሩ ኣለዎም። ትምህርቲ እምበኣር ናይ ሓደ ሰብ ባህሪ ቅርጺ ዘትሕዝ መሳርሒ'ዩ። ኣጠማምታ ሰባት ኣብ ዝተፈላለዩ ጉዳያት ከም ዝዓቢ ይገብር። ሰባት ብዛዕባ ነብሶም፡ ከባቢኦምን ዓለምን ዘለዎም ኣረዳድኣ ብቐጻሊ ከም ዝመሓየሽ ይገብር። ኣብ ሕብረተሰብ ናይ ሓባር ዕላማ፡ ናይ ሓባር መረዳእታ ከም ዝህሉ ብምግባር ድማ ሓድነትን ስጥመትን ከም ዝህሉ ይገብር። ብፍላይ ኣብ'ዚ ዘለናዮ ናይ ሓበሬታን ተክኖሎጂን ዘመን፡ ፍልጠት ዘይዓጠቐ ውልቀ-ሰብ ይኹን ሕብረተሰብ ብውልቂ ይኹን ብእኩብ ክምዕብል ኣጸጋሚ'ዩ።

ማሕበራዊ ለውጢ ክብሃል ከሎ፡ ለውጢ ማሕበራዊ ባህርያት፡ ማሕበራዊ ትካላትን ማሕበራዊ ዝምድናታትን ዘጠቓልል'ዩ። ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ ንምዕባለን ዕቤትን ዘድሊ ማሕበራዊ ባህርያት ብትምህርቲ'ዩ ዝጥረ። ብትምህርቲ ኣድላዪ ዘበለ ማሕበራዊ ባህርያትን ጠባያትን ምስ ተረጋገጸ ድማ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊን ባህላዊን ለውጢ ንኽረጋገጽ ዝቐለለ ይኸውን። ብዘይካ'ዚ ክዕቀብ ዘለዎ ባህሊን ልምድን ክብርታትን ናብ ቀጻሊ ወለዶታት ንኽሰጋገር ትምህርቲ ወሳኒ ግደ ኣለዎ። ብዘይካ'ዚ ትምህርቲ ኣገዳሲ መሳርሒ ማሕበራዊ ምጽንባር'ዩ። ሓደ ቈልዓ ካብ ስድራቤቱ ክረኽቦ ዘይክኣለ ማሕበራዊ ክእለታትን ክብርታትን ብመገዲ ቤት ትምህርቲ ኣቢሉ ካብ'ቲ ዝሰፍሐ ሕብረተሰብ ከም ዝረኽቦ ይኸውን።

**◆ ኣብ ስነቑጠባ ናይ ኣተሓስስባ ለውጢ ክመጽእ ካብ ዝደረኹ ሊቃውንቲ ዓለምና ብፍሉይ ትገልጾ ወይ ትገልጾኦም . . .**

ስነ-ቁጠባ ብባህሪኡ ዳይናሚክ

ሓደ ሰብ ኣብ ኣተሓሳስባኡ ለውጢ ኣምጺኡ እንብሎ፥ ንምዕባለን ገስጋስን ዝሕግዙ ሓደስቲ ኣተሓሳስባታት ሓንጎፋይ ኢሉ ክቕበሎም ክኽእል እንከሎ'ዩ ።













ዲስፐሊን'ዩ። በዚ ድማ ናይ ስነ-ቁጠባ ክልሰ-ሓሳባት በብግዚኡን መድረኹን እናተቐየረ ክመጽእ ጸኒሑ'ዩ። ዘመናዊ ክልሰ-ሓሳባት ስነ-ቁጠባ ኣብ መበል 18 ክ/ዘመን ብክላሲካዊ ክልሰ-ሓሳብ'ዩ ዝጅምር።

ኣብ'ዚ ዓውዲ'ዚ ብዓብላልነት ዝጥቀስ ኣዳም ስሚዝ ዝብሃል ሊቅ ስነ-ቁጠባ'ዩ። ስነ-ቁጠባዊ ኣተሓሳስባ ኣዳም ስሚዝ ብፍላይ ኣብታ ብ1776 ዝጸሓፋ "An Inquiry into the Nature and Causes of the Wealth of Nations" እትብል መጽሓፉ፡ ኣገዳስነት ናጻ ውድድርን ናጻ ንግድን ኣብ ቁጠባዊ ምዕባለ ሃገራት ብዝርዝር ገሊጹዎ ኣሎ። ኣዳም ስሚዝ ውልቀ-ሰባት ድሌታቶም ዘዕግብ ወይ ዝምልስ ቁጠባዊ ኣማራጺታት ምስ ዝወስዱ፡ ድሌታት ሕብረተሰብ ብእኩብ ክዓግብ ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት'ዩ ኔርዎ። ስለዚ ውልቀ-ሰባት ኣፍረይቲ ይኹኑ ኣህለኽቲ ምርጫታቶም ክገብሩ ናጻ ክግደፉ ኣለዎም በሃላይ'ዩ ኔሩ። ስሚዝ ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ መንግስቲ ኣብ ቁጠባ ድሩት ተራ ማለት፡ ሕግን ስርዓትን ኣብ ምኽባር፡ ብሕታዊ ንብረት ኣብ ምሕላዉ፡ ብመንግስቲ ክቐረቡ ዘለዎም ኣገልግሎታትን ኣቑሑትን ምቕራብ ኪድረት'ዩ ዝደሊ።

ከም ኣካል ክላሲካዊ ክልሰ-ሓሳብ ስነ-ቑጠባ ኣበርክቶ ዳቪድ ሪካርዶን፡ ጆን ስቷርት ሚልን ብኣብነት ዝጥቀስ እዩ። ክላሲካዊ ስነ-ሕሳብ ቁጠባ መሰረት ናይ'ቶም ስዒቦም ዝማዕበሉ ኣተሓሳስባታት'ዩ ክብሃል ይከኣል።

ካልእ ኣብ ስነ-ቁጠባዊ ኣተሓሳስባ ጸላዊ ስምብራት ዝገደፈ ምሁር ጆን መይናርድ ኪይነስ እዩ። ቁጠባዊ ፍልስፍና ኪይነስ ብቐንዱ ካብ'ቲ ኣብ 1930ታት ዘጋጠመ ዓለማዊ ቁጠባዊ ዝሕታለ (Great Depression) ዝተበገሰ እዩ። እቲ ኣብ 1930ታት ዘጋጠመ ዓለማዊ ቁጠባዊ ውድቀት ዘኸተሎ ዘይተኣደነ ሽቕለት ኣልቦነት ይኹን Stock market crush ብናጻ ዕዳጋ ዝምራሕ ክላሲካዊ ፍልስፍና ፍታሕ ክርኽበሉ ኣይተኻእለን። እቲ ቀንዲ ጸገም ሕጽረት ቀረብ ዘይኮነ ዋሕዲ ጠለብ'ዩ ነይሩ። ስለዚ ነዚ ዋሕዲ ጠለብ ንምቅላል መንግስቲ ብመንገዲ ዝኸተሎም ገንዘባዊን ፊስካላዊን ፖሊሲታት ተራኡ ክጻወት ኣለዎ ዝብል መደምደምታ በጺሑ። እዚ እንታይ ማለት'ዩ መንግስቲ ብመንገዲ ኣብ ቀረጽን ወጻኢታት መንግስትን ብቐጥታን ብተዘዋዋርን ብምስታፍ ጠለብ ኣቑሑትን ኣገልግሎታትን ከም ዝዓቢ ብምግባርን ሽቕለት ብምፍጣር ጸገማት ሽቕለት ኣልቦነት ክቓለል ከም ዝከኣል ኣመስኪሩ። ስለዚ ኪይነስ ኣብታ ኣብ 1936 ዝጸሓፋ፡ "The General Theory of Employment, Interest and Money" እትብል መጽሓፉ ንተራን ኣበርክቶን መንግስቲ ኣብ ቁጠባ ኣጉሊሑ ኣንጸባሪቑዎ ይርከብ።

ካብ ፍልስፍና ካርል ማርክስን ፍሪደሪክ ኤንግልስን ዝብገስ ማርክሲያዊ ስነ-ቀጠባ'ውን፡ ንምዝመዛ ወንነት ርእሰማል ኣብ ልዕሊ ወነንቲ ጉልበት ብምጉላሕ ክሳብ ሕጂ ጸላዊ ኮይኑ ዝቕጽል ዘሎ እዩ። ድሒሮም ዝማዕበሉ ኣተሓሳስባታት ብኣጠቓላሊ ካብ'ዞም ዝተጠቕሱ ፍልስፍናታት መበገሲ ጌሮም ዝማዕበሉ እዮም።

> ... ቁጠባዊ ምዕባለ ሓንቲ ሃገር ብሰለስተ ረቛሒታት ክጽሎ ይኽእል። እዚኦም ድማ ትሕዝቶ ወይ ባህርያዊ ጸጋታት፡ ፖሊሲታትን ትካላዊ ኣሰራርሓን ይሓቁፍ።

**◆ ኣብ ጉዕዞ ምዕባለ፡ ዝሓሸ ስርዓት-ቁጠባ ወይ ፖሊሲ ኣየናይ እዩ ትብል?**

ስነ-ቁጠባ ካብ ክልተ ውሁብ ሓቅታት'ዩ ዝብገስ። ብሓደ ወገን ድሩት ጸጋታት ምህላዉ. በቲ ካልእ ወገን ከኣ ዘይዓግብ ሸውሃት ደቂ-ሰባት ምህላዉ። ናይ ስነ-ቁጠባ ትምህርቲ እምበኣር ነዞም ኣንጻር ሓቅታት ንምትዕራቕ ይሰርሕ ማለት'ዩ። ስለዚ ኩሉ ነገር ብሓንሳብ ከተፍሪ ኣይክኣልን፡ ምኽንያቱ ጸጋታት ድሩት ስለዝኾነ፡ ስለዚ እንታይ ተፍሪ ክትመርጽ ኣለካ። እንታይ ተፍሪ ጥራይ ኣይኮንካን ትውስን፡ ብኸመይ ተፍርዮ፡ ንመን ተፍርዮ? መዓስ ትፍርዮ ውሳነ የድልዮ። ነዚ ኩሉ ንጥፈታት ካብ ምፍራይ ክሳብ ምዝርጋሕን ምህላኽን ዘሎ ንጥፈታት ዘወሃህድ 'ሜላ ስርዓት-ቁጠባ' ኢልና ንጽውዖ። ዛጊት ኣብ ዓለምና ሰለስተ ዓይነት ሜላታት ስርዓት-ቁጠባ ኣብ ስራሕ ውዒሎም ኣለዉ። ርእሰማላዊ ስርዓት-ቁጠባ፡ መንግስታዊ-ስርዓት ቁጠባ ከምኡ'ውን ሕውስዋስ ስርዓት-ቁጠባ ተባሂሎም ይጽውዑ። ስለዚ እዚ'ዩ እቲ ዝበለጸ ስርዓት ኢልካ ንምዝራብ ኣጸጋሚ'ዩ።

እቲ ርእሰማላዊ ስርዓት-ቁጠባ ብዕዳጋ ዝምራሕ ቁጠባ፡ ርእሰማል ንዘለዎም፡ ንሃብታማት ጥራይ ዘገልግል'ዩ። ስለዚ እቲ ዘለዎ ዝያዳ ንኽህልዎ፡ እቲ ዘይብሉ ድማ ዝያዳ ንኽደኪ ዝገብር ስለዝኾነ፡ ኣብ ዓለምና እዚ ዘይብሃል ዘይምዕርዩነትን ምህማሽን ፈጢሩ ዘሎ'ዩ። እቲ መንግስቲ ዝእዝዞ ስርዓት ድማ ዘይብቑዕነት (inefficiency) ዘለዎ፡ ብዙሕ ምጥፍፋእ (Corruption) ዝርኣየሉ ስርዓት ስለዝኾነ፡ ብኽነት ጸጋታት ዘኸትል ኮይኑ ንረኽቦ።

እቲ ሕውስዋስ ዝብሃል፡ ናይ'ዚ ክልቲኡ ስርዓታት ውጽኢት'ዩ። መብዛሕትኦን ሃገራት ዝሰርሓሉ ድማ'ዩ። ተራ ብሕታዊ ጽላትን ተራ መንግስቲን ኣዛሚዱ ዝኸይድ'ዩ። ኣብ ሞንጎ እዞም ክልተ ኣካላት እቲ ቅኑዕ ሚዛን ምስ ዝረጋገጽ ድማ ዝሓሸ ዕቤትን ምዕባለን ከረጋግጽ ይኽእል'ዩ ተባሂሉ ዝእመነሉ'ዩ።

ኣብ ሓደ ቁጠባ ህላወ ሓላፍነታዊ፡ ኣፍራዪ፡ ኣውፋሪ ብሕታዊ ጽላት ኣገዳሲ'ዩ። ማዕረ ማዕሪኡ ድማ፡ ህላወ ሓያል መንግስቲ ናይ ምውህሃድን ምምእዛንን፡ ምቕያስን ምትግባርን ቁጠባዊ ፖሊሲታት ብቕዓት ዘለዎ መንግስቲ ኸኣ ወሳኒ ናይ ምዕባለ'ዩ። ስለዚ ሓደ ስርዓት-ቁጠባ ወይ ፖሊሲ ቅኑዕ'ዩ ዝብሃል ነቲ ዘለዎ እንታይ ወሲኹዎ ዘይኮነ፡ ነቲ ዘይብሉ እንታይ ኣምጺኡሉ ዝምልስ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እምነት ኣለኒ።

**◆ ተራ መንግስቲ ኣብ ምርግጋጽ ዘላቒ ቁጠባዊ ምዕባለ ከመይ ኢኻ ትገልጾ?**

ህላወ ሓያል መንግስታዊ ጽላት ኣብ ምርግጋጽ ዘላቒ ቁጠባዊ ምዕባለ ወሳኒ'ዩ። እዚ ማለት ብሕታዊ ጽላት ኣየድልን'ዩ ማለት ኣይኮነን። ቀጻልነት ዘለዎ ቁጠባዊ ምዕባለ ብውህደትን ሽርክነት እዞም ክልተ ጽላታት'ዩ ክዉን ዝኸውን። መጀመርታ መን ክመጽእ ኣለዎ እንተኢልካኒ ግና፡ መጀመርታ ሓያል መንግስታዊ ጽላት ክህሉ ኣለዎ።

እዘን ሕጂ ኣብ ዝለዓለ ምዕባለ በጺሐን ዘለዋ ሃገራት ብልዑል ተሳታፍነት መንግስታዊ ጽላት'የን ማዕቢለን። ኣብ መወዳእትኡ ህላወ ሓያል መንግስታዊ ጽላት'ዩ ሓያል ብሕታዊ ጽላት ዝፈጥር። ብቐንዱ መንግስታዊ ጽላት ናይ ግድን ክሳተፈሉ ዘለዎ ውሁብ ኩነታት ኣሎ። ብቐዳምነት ሕግን ስርዓትን፡ ሰላምን ምርግጋእን ምስፋን ናይ መንግስቲ ሓላፍነት'ዩ። እዚ ዝኾነ ካልእ ኣካል ክትክኦ ኣይክእልን'ዩ። ሕግን ስርዓትን ኣብ ዘይብሉ፡ ሰላምን ፖለቲካዊ ምርግጋእን ኣብ ዘይብሉ ሃዋህው፡ ብዛዕባ ቁጠባን ካልእ ጉዳያትን ንምዝራብ ኣይከኣልን'ዩ። ካልእ ነቲ ቁጠባዊ ምንቅስቓሳት ክጸውር ወይ ክሳሲ ዝኽእል ኣድላዪ መሰረታት ክፈጥር ዘለዎ መንግስቲ'ዩ። እዞም መሰረታት እዚኣቶም ንኣብነት ምህናጽ ትሕተ-ቅርጺን ምምዕባል ዓቕሚ ሰብን ማለት መራኸቢታት፡ መገድታት፡ ወደባት፡ ምዝርጋሕ መሰረታዊያን ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ትምህርቲ፡ ሕክምና፡ ማይ፡ መብራህቲ ወዘተ። እዚኦም ብብሕታዊ ጽላት ክቐረቡ ዘይክእሉ ግን ከኣ እቲ ብሕታዊ ጽላት መቺእዎ ክሰርሕ ኣድለይቲ መሰረታት'ዮም።

ካልእ፡ ምስፋን ማክሮ ቁጠባዊ ምርግጋእ (Macroeconomic stability) ናይ መንግስቲ ሓላፍነት'ዩ። መንግስቲ ነዚ ዕላማ'ዚ በቲ ዘለዎ ናይ ፖሊሲ መሳርሒታት'ዩ ዘተግብሮ። እዞም ማክሮቁጠባዊ ዕላማታት ምውጋድ ሽቕለት ኣልቦነት፡ ምርግጋእ ዋጋታት፡ ምዕሩይ ዝርግሐ ጸጋታት፡ ምርግጋእ ዕዳጋታት ምውጋድ ድኽነት ወዘተ የጠቓልል። ነዚ ንምትግባር ድማ ገንዘባዊን ፊስካላዊን ካልእ ጽላታዊ ፖሊታትን ይጥቀም። እዚ ምርግጋእ'ዚ ነቲ ብሕታዊ ጽላት እቲ ዝግብኦ ተራ ንኽጻወት ወሳኒ ተራ ኣለዎ። እቲ ቁጠባ ብዘይ ዝኾነ ሓጎጽጎጽ ንኽቕጽል ድማ ይሕግዞ።

ከመይ ዓይነት ቁጠባ ክህነጽ ኣለዎ፡ ቀዳምነታት እንታይ እንታይ ክኾኑ ኣለዎም ስትራተጂካዊ መኣዝን (Strategic direction) ምትሓዝን ምእንፋትን እውን ናይ መንግስቲ ሓላፍነት'ዩ። እቲ ብሕታዊ ጽላት ድማ ነዚ መኣዝን'ዚ ተኸቲሉ ይኸይድ ማለት'ዩ። ስለዚ እዚ መእንፈቲ መኣዝን ነቲ ብሕታዊ ጽላት ብመሰረት ዝተቐመጡ ሃገራዊ ስትራተጂታት እንታይ ክገብር ኣለዎ፡ ኣብ ምንታይ ወፍሪ ክገብር ኣለዎ ኣንፈት

. . . ሓደ ስርዓተ-ቁጠባ ወይ ፖሊሲ ቅኑዕ'ዩ ዝብሃል ነቲ ዘለዎ እንታይ ወሲኹዎ ዘይኮነ፡ ነቲ ዘይብሉ እንታይ ኣምጺኡሉ ዝምልስ ክኸውን ኣለዎ ዝብል እምነት ኣለኒ ።



የትሕዞ ማለት'ዩ። ነዚ ንምትግባር ድማ መንግስቲ ብፖሊሲ ዝተደገፉ ዝተፈላለዩ መተባብዒታትን ሓገዛትን ነቲ ብሕታዊ ጽላት ይገብር ማለት'ዩ። ብዘይካ'ዚ ንኹሉ ንጥፈታት፡ ስርሓት ምንቅስቓሳት ጸጋታት ናይ ምውህሃድ (coordination) ሓላፍነት ዘለዎ መንግስቲ'ዩ። ነዚ ንምትግባር ብቑዓት ትካላት (institutions) ምህናጽ የድሊ። ሓደ ካብ ጸገማት ወይ ድኽመት ብሕታዊ ጽላት ብፍላይ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ምውህሃድ ዘይምህላዉ (coordination failure) እዩ።

ስለዚ መንግስቲ ናቱ ሓፈሻዊ ውጥን (comprehensive plan) ብምውጻእ እቲ ብሕታዊ ጽላት ኣብ'ቲ ውጥን ኣትዩ ክሰርሕ ከም ዘለዎ ይገብር ማለት'ዩ። ኣከባቢ ምሕላዉ፡ ምዕሩይ ዝርገሐ ዘለዎ ንኹሉ ጽላታት፡ ንኹሉ ከባቢታት ኣብ ግምት ዘእተወ ድኽነት ዘወግድ ቁጠባዊ ምዕባለ ንኽህሉ ተራ መንግስቲ መተካእታ የብሉን። እዚ ኹሉ ስርሓት ናይ መንግስታዊ ጽላት እምበኣር፡ እቲ ብሕታዊ ጽላት ምቹእ ሃዋህው ንኽፍጠረሉን ሓላፍነታዊ ኮይኑ ንኽሰርሕን'ዩ።

ሓላፍነታዊ ብሕታዊ ጽላት ዝብሃል፡ ማሕበራዊ ሓላፍነት (Social responsibility) ዝስምዖ ናይ ሕብረተሰብ ጸገማት ከቃልል ዝጽዕር፡ ኣብ ጽቡቕ ግዜ ዝኸስብ፡ ኣብ ሕማቕ ግዜ ድማ እናኸሰረ'ውን ክሰርሕ ዝሕልን፡ ሓድሽ ተክኖሎጂ፡ ሓድሽ ኣሰራርሓታት ከተኣታቱ ዝጽዕር፡ ኣብ ምዕባለ ቁጠባ ኢዱ ዝሕውስ መሻርኽቲ ዝኾውን ኣብ ዝተዋፈረሉ ዓውዲ ክብሪ (value added) ዝድልብ ክኾውን ኣለዎ። ኣብ ግዜ ጸገማት ወይ ሕጽረታት ኣቑሑቱ ወይ ኣገልግሎቱ እናሓብአ (hoard) እናገበረ ክህብትም ዝደሊ፡ ብምጽንጻን (speculation) ዝምራሕ ብሕታዊ ጽላት፡ ኣብ መስርሕ ምህናጽ ዘላቒ ቁጠባዊ ምዕባለ እሙን መሻርኽቲ ክኾውን ኣይክእልን'ዩ። ብኻልእ መንጽር መንግስቲ'ውን ነዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ሓላፍነታት ብምልኣት ከተግብር ብቕዓት ክህልዎ የድሊ። እዚ ማለት መንግስቲ ዘውጽኦም ፖሊሲታት፡ መምርሒታትን ሕጋጋትን ግሉጻትን ተገመቲን (predictable) ክኾኑ ኣለዎም። ሃደበትነትን ዘይንጽሩነትን ነቲ ብሕታዊ ጽላት ኣብ ምድንጋር ዘእቱ ስለዝኾነ፡ ሃስያኡ ቀሊል ኣይኮነን። ብዘይካ'ዚ ነዞም ፖሊስታትን መምርሒታትን ዘተግበር ኣካል መንግስቲ ብቕዓት ብዘለዎም ሰባት (bureaucrats) ክምላእ ክኽእል ኣለዎ። ናይ ምትግባርን ምቁጽጻርን ዓቕሚ ክድለብ ኣለዎ። ኣብ መወዳእታ ዘላቒ ቁጠባዊ ምዕባለ ጽኑዕ መንግስታዊ-ብሕታዊ ሽርክነት (public-private partnership) የድልዮ። ነዚ ሓላፍነት ወሲዱ ዝናብዮን ዘሳስዮን ድማ መንግስቲ እዩ።

**◆ ካብ ተሞኩሮ ሃገራት ምብራቕ ኤስያ ንኣብነት ናይ ሲንጋፖር፡ ደቡብ ኮርያ ወዘተ ኣቀርጥው ኣቢልካ ኣብ ሓጺር እዋን ከማዕብለን ዝኸኣለ ረቛሒ እንታይ እዩ ትብል?**

ቁጠባዊ ምዕባለ ሃገራት ምብራቕ ኤስያ ብብዙሕ ኣብነታት ንኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ጽቡቕ መምሃርን መበገስን ኸኾውን ዝኽእል ተሞክሮ እዩ ክብሃል ይክኣል። ብብዙሓት ተመራመርቲ ስነ-ቁጠባን ሓንጸጽቲ ፖሊሲን እቲ ዝተጨበጠ ቁጠባዊ ውጽኢት ከም ተኣምራት'ዩ ዝጥቀስ። ሃገራት ምዕራብ ኣብ ውሽጢ 200 ዓመት ዝጨበጥኦ ምዕባለ፡ ሃገራት ምብራቕ ኤስያ ኣብ ውሽጢ 30 ዓመት ክጭብጥኦ ክኢለን እየን። ስለዚ እንታይ'ዩ እቲ ቀንዲ ምኽንያት ወይ ምስጢር ናይ'ዚ ዕዉት ቁጠባዊ ውጽኢት ንምፍታሽ ብዙሓት መጽናዕቲታት ተኻይዶም'ዮም። ገለ ካብ'ዞም ረቛሒታት ምጥቃስ ጽቡቕ እመስለኒ።

ሃገራት ምብራቕ ኤሲያ ከም ሓደ ጉጅለ'ኳ ዝርአ እንተኾነ፡ ኣብ ሞንጎ እዘን ሃገራት ገፊሕ ፍልልያት ኣሎ። ገሊአን ብባህሪያዊ ጸጋታት ሃብታማት፡ ገሊአን ድኻታት'የን። ገሊአን ብዝሒ ህዝቢ ዘለወን ገለኢአን ብዋሕዲ ህዝቢ ዝሳቐያ እየን። እዘን ብኣናብር ኤሲያ ዝጽወዓ ሃገራት ደቡብ ኮርያ፡ ሲንጋፖር፡ ታይዋን ሆንኮንግ እየን። ቅድሚ'ዘን ሃገራት ጽቡቕ ገሲጋስ ኣርኣያ ዝጸንሐት ሃገር ጃፓን ኣላ። ብድሕርአን ኣብ ጽቡቕ ገሲጋስ እትርከብ ድማ ቻይና ኣላ። ኣብ ሞንጎ ከምቲ ዚጀመርኦ ዘይቀጸላ ሃገራት ድማ ኢንዶነዥያ፡ ማለዢያ፡ ፍሊፒንስ ምጥቃስ ይከኣል።

ምኽንያት ቁጠባዊ ገሲጋስ ናይ'ዘን ብኣናብር ኤሲያ ዝጽውዓ ሃገራት እዚ ቅመራ'ዚ እዩ ወይ ሓደ ዓይነት መምዘኒ ንምርካብ ኣጸጋሚ'ዩ። እንተኾነ ዝተፈላለዩ ሓገዝቲ ረቛሒታት ከምዘለዉ ምፍላጥ ኣገዳሲ እመስለኒ። ብኣጣቓላሊ ቁጠባዊ ምዕባለ ሓንቲ ሃገር ብሰለስተ ረቛሒታት ክጽሎ ይኽእል። እዚኦም ድማ ትሕዝቶ ወይ ባህርያዊ ጸጋታት፡ ፖሊሲታትን ትካላዊ

> ህላወ ሓያል መንግስታዊ ጽላት'ዩ ሓያል ብሕታዊ ጽላት ዝፈጥር ።

ኣሰራርሓን ይሓቁፍ። ብመንጽር ትሕዝቶ ጺጋታት እዘን ብኣናብር ኤስያ ዝፍለጣ ሃገራት ዘነይት ትሕዝቶ ባህሪያዊ ጺጋታት የብለንን። እቲ ከም ቀንዲን ወሳንን ተባሂሉ ዝጥቀስ ጺጋ ዓቕሚ-ሰበን እዩ። ከም ሓባራዊ ረቛሒ ናይ'ዘን ሃገራት ማክሮ-ቁጠባዊ ምርግጋእ ንምስፋን ዝተወስዱ ፖሊሲታት፡ ወፍሪ ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ-ሰብ፡ ከምኡ'ውን ንሰደድ ዝቐንዐ ቁጠባዊ መረዳእታ ምጥቃስ ይከኣል። ፕራግማቲካዊን ካብ ስነ-ሓሳብ (ideology) ናጻ ዝኾነ ሕንጻጻን ትግባረን ፖሊሲታት እዩ። ከምኡ'ውን ብቑዕ ቢሮክራሲያዊ ኣሰራርሓ ነዚ ዝተጠቕሰ ፖሊስታት ኣብ ባይታ ኣብ ምትግባር ወሳኒ ተራ ነይርዎ'ዩ። ስለዚ ምስ ስነ-ሓሳብ ዝተሓሓዝ ፖሊሲ ዘይኮነ፡ ኣብ ባይታ ምስ ዝረኣዩ ምዕባሌታት እናተዓጻጸፉ ዝኸዱ ፖሊሲታት ክጥቀማ ጸኒሐን እየን። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ ዝኸይድ ህላወ ራእዩ ዘለዎ መሪሕነትን ሓያል ማእከላይ መንግስቲን ወሰንቲ ረቛሒታት ተባሂሎምዮም ዝጥቀሱ። ስለዚ ተራ መንግስቲ ኣብ ምምእዛን ቁጠባዊ ንጥፈታት፡ ምትብባዕን ምሕብሓብን ኣገደስቲ ኢንዱስትሪታት፡ ምውህሃድ ንጥፈታት ብሕታዊ ጽላት፡ ንሰደድ ዝቐንዐ ቁጠባዊ ስትራተጂ ምኽታል ብኣብነት ዝጥቀሱ ተሞክሮታት እዮም።

ካልእ ነዘን ዝተጠቕሳ ሃገራት ሓባራዊ ረቛሒ ዓቕሚ-ሰብን እዩ። ብዲስፕሊን ዝተሃንጸን ንኹነታት ብቐሊሉ ክርዕም ዝኽእል ምሁርን ክኢላዊን ዓቕሚ-ሰብ ክሃንጻ ክኢለን እየን። ወፍሪ ኣብ መሰረታት ትሕተ-ቅርጺ'ውን ከምኡ። ብዘይካ'ዚ ናይ ውሽጥን ናይ ወጻእን ወፍሪ፡ ምስግጋር ቴክኖሎጂ፡ ተመላላኢ ዝምድና ኣብ ሞንጎ መንግስታዊን ብሕታዊን ጽላት ከም ሓገዝቲ ዝጥቀሱ ረቛሒታት እዮም ክብል ኢኽእል።

ኣብ ግዜ ጸገማት ወይ ሕጽረታት ኣቁሑቱ ወይ ኣገልግሎቱ እናሓብአ ክህብትም ዝደሊ፡ ብምጽንዓን ዝምራሕ ብሕታዊ ጽላት፡ ኣብ መስርሕ ምህናጽ ዘላቒ ቁጠባዊ ምዕባለ እሙን መሻርኽቲ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ ።

### ◆ መንእሰያት ምስ ቁጠባ ኣብ ዝተኣሳሰር፡ ክኽተልዎ ኣለዎም እትብሎ ኣገደስቲ ሞያዊ ሓሳባት ወይ ነጥብታት ክትገልጸልና

ሓደ ቁጠባ ከፍሪ እንተኾይኑ፡ ህላወ ዓቕሚ ሰብ (labour force) ኣገዳሲ ረቛሒ'ዩ። ዓቕሚ ሰብ ክንብል ከለና ብቐንዱ ህላወ መንእሰይ ኢና ንዛረብ ዘለና ማለት'ዩ። ድልዱል ቁጠባ ብመንእሰያት'ዩ ዝህነጽ። ካብ'ዚ ዓይነት ቁጠባ ዝረብሕ ከኣ ብቐዳምነት እቲ መንእሰይ'ዩ። ስለዚ መንእሰያት ነቲ ቁጠባ ከንቀሳቕስዎን ክረብሕሉን እንተኾይኖም ሞያን ፍልጠትን ክውንኑ ኣለዎም። ሞያን ክእለትን ፍልጠትን ዘይብሉ መንእሰይ ኣብ'ዚ በብግዚኡ ዝቀያየር ዘሎ ዓለም ቦታ የብሉን። ስራሕ ክሰርሕ፡ ናቱ ስራሕ ክፈጥር ወይ ተቖጺሩ ክሰርሕ ተጠላቢ ሞያ የድልዮ። ስለዚ ናተይ ዚብሎ ሞያ እንተ ወሓደ ሓደ ሞያ ክመልኽ የድልዮ።

### ◆ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ ዘይኮነሉ እንተኾነኸ?

ግድን ኣይኮነን። ብኣካዳሚ ዲግሪ ወይ ዲፕሎማ ክህልዎ ናይ ግድን ኣይኮነን። ቴክኒካዊ ክኸውን ይኽእል፡ ሕርሻዊ ክኸውን ይኽእል፡ ህንጻዊ ክኸውን ይኽእል፡ ምስ ስነጽባቐን ቁንጅናን ዝተኣሰር ክኸውን ይኽእል፡ ምስ ዓውድታት ስነጥበብ ዝተኣሳሰር ክኸውን ይኽእል፡ መካኒክ፡ ችክሊታ፡ ነዳቓይ ወዘተ ክኸውን ይኽእል`ዩ። እቲ ዘድሊ ወፊርካ ትኣትወሉ ክእለት ወይ ሞያ ክህልወካ ኣለዎ። ስለዚ መንእሰያት ብዘይ ሞያ ወይ ክእለት ክስራሕ ከምዘይከኣል፡ ብዘይ ስራሕ ከኣ ክንበር ከም ዘይከኣል ግንዛበ ምሕዳር ቀዳማይ ተደላዪ ክእለት'ዩ።

### ◆ ሓያለ መንእሰያት፡ ንግዚኡ ኣብ ዘዕግቦም ነገራት የዘንብሉ እዮም። እንታይ ምመኸርካዮም?

መንእሰያት ርውየት፡ ግዚያዊ ዕግበቶም (gratification) ገቲኦም ብናይ ነዊሕ ዕላማ ክምርሑ ኣለዎም እየ ዝብል። ብግዚያዊ ድሌታትን ዕግበትን ዚታለል መንእሰይ ክዕወት ዘለዎ ተኽእሎ ትሑት'ዩ። ርውየት ግዚያዊ ድሌት ኣእምሮኻ ካልእ ቁምነገር ከይሓስብ ወጢሩ ዝሕዝ'ዩ። ዘዝረኸብካዮ ገንዘብ ኣብ ክንዲ ኣዋህሊልካ ኣብ ቁምነገር ተውዕሎ፡ ግዚያዊ ድሌትካ ንምዕጋብ ተጥፍኦ እንተኼንካ፡ ግዜኻ ኣብ ዘየድሊ ነገራት ተባኽና እንተኼንካ፡ ንነብስኻን ሕብረተሰብካን ዝጠቅም ነገራት ክትሓስብ ኣይክኣልን'ዩ። ስለዚ እቲ ድሌታቱ ሰዊኡ፡ ተጸሚሙ ኣብ ዕላማኡ መስመሩ ከይስሓተ ዝኸይድ መንእሰይ ዋናን ረባሕን ናይቲ ዝሃንጾ ቁጠባ ክኸውን ጸገም የብሉን። ስለዚ ነብስኻ ምምላኽ ኣገዳሲ'ዩ።

### ◆ ኣገዳስነት ምውህላል ከመይ ትገልጾ? ብኸመይከ ከነማዕብሎ ንኽእል?

ናይ ምውህላል ባህሊ ምጥራይ ኣገዳሲ መንእሰያት ክላበስዎ ዘለዎም ባህርዪ'ዩ። ቁጠባ ብምውህላል'ዩ ዝጅምር። ሞያ ኣለካ፡ ስራሕ ኣለካ፡ ኣታዊ ኣለካ፡ ዘይተውህልል እንተኼንካ ናይ ነዊሕ ዕላማኻ ከተረጋግጽ ኣጸጋሚ'ዩ።

### ◆ ኣብ ሓሻሽነት ወይ ኣህላኽነት መበገሲኡ እንታይ'ዩ? ሳዕቤኑ ኣብ መንእሰያትን ኣብ ሕብረተሰብን ከመይ ይመስል? ክግበር ዝግባእ ጥንቃቐታትከ?

ሓሻሽነት ወይ ኣህላኽነት ኣብ መንእሰያትን ቆልዑን ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ዓለማዊ ባህሊ ኮይኑ'ዩ ዝኸይድ ዘሎ። ኣህላኽነት ማለት ብቐንዱ ንምንባር ካብ ዘድልዩኻ መሰረታዊያን ነገራት ወጻኢ ክትሽምት ምህቃን ማለት'ዩ። እዚ ብተግባር ገንዘብካ ኣፍሲስካ ዝሸመት

ክኸውን ይኽእል ወይ'ውን ብሓሳብ ወይ ብሕልምኻ ምድላይ ክኸውን ይኽእል። ኣብ ዓለም ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ብውልቅኻ ኣህላኺ ምኽንያት ወይ'ውን ኣባል ጉጅለ ሓሸሽቲ መሓዙት ምኽንያት ናይ መንእሰያት መንነት ዘንጸባርቕ ክስተት እናኾነ ይመጽእ ኣሎ። እቲ ዘገርም ከም ንቡር መጀመርታ ተፍሪ ደሓር ተህልኽ'ዩ። ሕጂ ዝመጽእ ዘሎ ባህሊ፡ ከየፍረኻ ከተህልኽ ምድላይ'ዩ። እዚ ዓይነት ኩነት-ኣእምሮ ኮነ ኢልካ ዝስርሓሉ፡ ብዙሕ ኣእምሮን ገንዘብን ዝፈሶ ብዓበይቲ ኮርፖረሽናት ዝካየድ'ዩ። ብዝተራቐቐ ናይ ዕዳጋን ምውዕዋዕን ኣገባብ ዝካየድ'ዩ። ናይ ሜድያ ዓውለማ፡ ናይ ተክኖሎጂ ዓውለማ፡ ማሕበራዊ መራኸቢታት ቀንዲ መሳርሒ ናይ'ዚ ናይ ኣህላኽነት ባህሊ'ዩ ኮይኑ ዘሎ። ሎሚ ኣብ ሆሊውድ ዝተራእየ ክዳን፡ ኣብ ተጻወቲ ፕሪመርሊግ ዝተራእየ ኣቀማቕማ ናብ ዝረሓቐ ከባቢታት ኣፍሪቃ ይኹን ኤስያ ክበጽሕ ግዜ ኣይወስደሉን'ዩ። እቲ ዓቕሚ ዘለዎ ንጽባሒቱ ከይዱ ይሸምቶ፡ እቲ ዘይብሎ ድማ ብሃነይነይታ ብሕልሚ ይላበሶ ማለት'ዩ። እቲ ዕላማ ንጹር'ዩ። ንኣእምሮ ቆልዑትን መንእሰያትን ብሓያል ምውዕዋዕ በኺልካ ግዙኣት ፍርያት ናይ'ዘን ኮርፖረሽናት ከም ዝኾኑ ምግባር'ዩ። ንዕዳጋ ምቁጽጻር'ዩ። እቲ ዘገርም ከብዱ'ውን ክጸግብ ዘይክኣለ ቆልዓ ወይ መንእሰይ እዚ ክዳን'ዚ፡ እዚ ጫማ'ዚ እዛ ሞባይል፡ ታብለት እንተዘይተግዝኣለይ ከም ዝብል ይኸውን። እዚ ኣብ መወዳእትኡ ናበይ ገጹ'ዩ እንተተባሂሉ፡ ውልቃውነት፡





ንዓይ ይጥዓመኒ፡ ብኽነት፡ ምብትታን ስድራቤት ዘኸትል'ዩ።

ሎሚ ብፍላይ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም፡ ስድራቤት ብሓንሳብ ምንባር ካብ ዝተርፍ ነዊሕ ኮይኑ'ዩ። ኣቦ ብገንዘቡ ኣብ ደገ በሊዑ ይመጽእ፡ ኣደ ከምኡ፡ ደቆም ከምኡ። ኣብ ከምዚ ሃዋህው ዝዓቢ ቆልዓ ይኹን መንእሰይ፡ ጽባሕ እንታይ ዓይነት ስድራቤት ክፈጥር ይኽእል ንምግማቱ ኣየሸግርን'ዩ። እዚ ባህሊ'ዚ ኣብ መንእሰያት ዘኸትሎ ማሕበረ-ስነኣእምሮኣዊ ጸገምውን ቀሊል ኣይኮነን። ኣህላኽነት ወልፊ'ዩ ኮይኑ ዘሎ። ዝኾነ ወልፊ ድማ ሳዕቤን ኣለዎ። ግዳያት ኣህላኽነት ዝኾኑ መንእሰያት ኣብ መወዳእታኡ ብጸቕጢን ዘይዕግበትን ዝሳቐዩ ምኽንያት ዝተፈላለዩ መጽናዕቲታት ዘረጋግጽዎ ዘለዉ'ዩ። መጀመርታ ናይ ዓቕሚ ፍልልይ ኣሎ፡ ገሊኡ ሃብታም ኣሎ፡ ገሊኡ ኸኣ ድኻ፡ ግጭት ናይ ባህልን ልምድን ኣብ'ቶም መንእሰያት ስምዒታዊ ዘይርግኡነት (emotional instability) ኣኸቲሉ ተጸበይቲ፡ ልሙሳት፡ ኣስተማሰልቲ፡ ዝርኣይዎ ጥራይ ከድንቑ ዝውዕሉ መንእሰያት ይኾኑ ማለት'ዩ።

ኣብ ኰነታትና ከም ርእይቶይ፡ እዚ ባህሊ'ዚ ዘሰክፍ'ዩ ኢለ ኣይግምትን እየ። ኤርትራዊ ባህሊ ሓሻሺ ባህሊ ኣይኮነን። ኤርትራዊ ባህሊ ሰራሕተኛ፡ ጽዒሩ ዝነብር፡ ተጻባይነት ዘይፈቱ፡ መሃዚ፡ ተሓጋጋዚ ባህሊ'ዩ። ግና ከም ተርእዮ ሓሻሽነት ኣብ መንእሰያትና የለን ማለት ኣይኮነን። ኣካል ዓለማዊ ሕብረተሰብ ከም ምኽንያትና መጠን መንእሰያትና በዚ ወልፊ'ዚ ክትንከፉ ባህርያዊ'ዩ።

*** ንምክልኻሉ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?**

ኣብ ስድራቤት ኣተኩሮ ገይርና ክንሰርሕ ኣለና። ስድራቤት መሰረት ሕብረተሰብ ስለዝኾነት፡ ቆልዓ ኣብ ገዛኡ ብናይ ስድራቤት ክብርታት ተኾስኪሱ ክዓቢ፡ ወለዲ ቀዳማይ ሓላፍነት ክወስዱ ኣለዎም ዝብል እምነት ኣለኒ። ወለዲ ከይሰልከዩም ብቐጻሊ ደቆም ክከታተሉ ክመኽሩ፡ ክምዕዱ ክገንሑ ክኽእሉ ኣለዎም። ካብኡ ሓሊፉ ሓላፍነት ዝወስድ ቤት ትምህርቲ'ዩ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ቀንዲ ተዋሳእቲ መምሃራን'ዮም። መምህራን ሓደጋኛነት ናይ'ዚ ወልፊ ኣህላኽነት ንባዕሎም ተረዲኦም ብዝተፈላለዩ መንገድታት ጎስጓስ ክገብሩ ኣለዎም። ማሕበራትን መራኸቢታት ብዙሃንን እውን ሓላፍነት ወሲዶም ክጉስጉስሉ ዘለዎም እዩ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ።

**◆ ኣብ ዝበዝሐ ክፋል ዓለም ባህሊ "ነናትካ ምኽፋል" ወይ "sharing" ዝውቱር እዩ። እዚ ኣባና ከተኣታቶ ከመይ ትርእዮ? ብኸመይከ እቲ ባህሊ ክምዕብል ይኽእል?**

ምክፋል (sharing) ምስ ነናትካ ምኽፋል ክልተ ዝተፈላለዩ እዮም። ተኻፊልካ ምኻድ ዝጸንሐ ባህልና'ዩ። ተኻፊልካ ምንባር ገና ካብ ቁልዕነት'ዩ ዝጅመር። ቆልዑ እንተኣስተውዒልናሎም ክጻወቱ ኸለዉ እናተኻፈሉ'ዮም ዝጻወቱ። ሓደ ኩዕሶ ሒዞ እንተወጺኡ ኩሎም'ዮም

ዝጻወቱላ። ሓንቲ ባምቡላ ሒዛ እንተወጺኣ ኩለንየን ዝጻወታላ። ኣብ ቆልዑ ዝያዳ ናይ ምክፋል (sharing) ልምዲ ዘሎ ኮይኑ እስምዓኒ። ምናልባት እናዓበና ክንከይድ ከለና እቲ ክንካፈሎ ዘለና ትሕዝቶ እናበዝሐን እናኸበረን ስለዝኸይድ'ዩ መስለኒ እናወሓደ ይኸይድ። ቀንዲ ጸገም ናይ'ዛ ዓለምና ስስዐ'ዩ። ኩሉ ሰብ ዘለዎ እናተኻፈለ እንተዝኸይድ፡ ምንባርና ዝሓሸን ዝቐለለን ምኾነ።

ምክፋል (sharing) ምስ ገንዘብ ምኽፋል ኣብ እንዳ ሻሂ፡ ቤት መስተ ወይ ቤት መግቢ ጥራይ ከነተሓሕዞ የብልናን። ምክፋል (sharing) ኣብ ግዜ ሓጎስን ሓዘንን፡ ኣብ ግዜ ራህዋን ጸገምን ማዕረ ክትግበር ዘለዎ'ዩ። Sharing ዘለካ ጸጋታት ተኻፊልካ ምጥቃም'ዩ፡ እዚ ድማ ናይ ሕልና ሕቶ'ዩ። ንግሆ ናብ ስራሕ ብማኪናኻ ክትወፍር ከለኻ፡ ንጎረቤትካ እንተተማላእካዮ ሓደ ኣብነት ናይ ምክፋል'ዩ። ትርፊ ክፍልታት ገዛ እንተሃልዩካ ሓንቲ ክፍሊ ንዘተጸገመ ሰብ ክጥቀመላ እንተጌርካ ምክፋል'ዩ። ኣብ ተኻፊልካ ምንባር፡ ሎሚ እንተሂብካ፡ ጽባሕ ናይ ዝገበርካዮ ማልስ ክትጽበ የብልካን። ምክፋል (sharing) መጀመርታ ናይ ሕልና ዕግበት'ዩ ዘምጽእ። ብዘይካ'ዚ ድማ ምሕዝነት፡ ዕርክነትን ፍቕርን'ዩ ዘትርፍ።

ኣብ ሰባት ጸጋታት ወይ ገንዘብ ጥራይ ዘይኮነ ሚስጢር'ውን ተኻፋልነት የድልዮ'ዩ። ሚስጢርካ ስለምንታይ ንኻልእ ተካፍሎ፡ ፍታሕ ምኽሪ ንክትረክብ'ዩ። ኣብ ባህልና ተኻፊልካ ምንባር ካብ ቀደም ጥንቲ ዝጸንሐ ተርእዮ'ዩ። ስለዚ ኣብ ምብላዕ ምስታይ ጥራይ ዘይኮነኣብ ካልእ ዝኾነ ማሕበራዊ ኣጋጣሚታት'ውን ክነዘውትሮን ክነማዕብሎ'ን ዘለና። እንተኾነ ሎሚ ሓደ ትሕዝቶኡ ስለዘካፈለ ጽባሕ ካብ ብጸዩ ተመሳሳሊ ክጽበ የብሉን። እዚ ምስ መሰረታዊ ትርጉም ተኻፊልካ ምኻድ ዝኸይድ ኣይኮነን። ንኣብነት ኣርባዕተ ኣዕሩኽ ኣብ ሓደ ጣውላ ሻሂ እንተሰቲኾ፡ ናይ ግድን ኩልኻ ከተዋጽእ ኣለካ ዝብል እምነት የብለይን። ዘለዎ'ዩ ክኸፍል ዘለዎ። ሓደ ክኸውን ይኽእል፡ ክልተ ክኾኑ ይኽእሉ፡ ኣርባዕተኦም'ውን ክኾኑ ይኽእሉ። እቲ ክጥመት ዘለዎ እቲ መስተ/ብልዒ ክኸውን የብሉን፡ እቲ ምሕዝነት፡ ዕርክነትን ሓሳባት ምልውዋጥ'ዩ ክኸውን ዘለዎ እብል።

> ኩሉ ሰብ ዘለዎ እናተኻፈለ እንተዝኸይድ፥ ምንባርና ዝሓሸን ዝቐለለን ምኾነ ።

### ◆ መንእሰያት ምስ ምሕደራ ግዜ ብምትእስሳር

ግዜኻ ብግቡእ ምምሕዳር ሓደ ብቕዓት'ዩ። ዝሓለፈ ግዜ ኣይምለስን'ዩ። ግዜ ውሱን'ዩ፡ ከም ድሌታካ ትመጠ ኣይኮነን። ግዜ ኣገዳስነቱ ኣብ ዝተፈላለየ ክሊ ዕድመ ዝተፈላለየ'ዩ። ኣገዳስነት ግዜ ኣብ ሓደ ቆልዓ፡ መንእሰይን ኣረጊትን በበይኑ'ዩ። ንእስነት ዕዳ'ዩ ዝብሃል ኣበሃህላ ኣለና። ዕዳ ዝኸውን ብግቡእ እንተዘይተጠቐምካሉ፡ እንተኣባኺንካዮ እዩ። ብግቡእ ንዝተጠቐመሉ ኸኣ ሃብቲ'ዩ። ቁምነገር እንተሰሪሕካሉ፡ እንተኣፍሪኻሉ፡ ሞያን ፍልጠትን እንተቐሲምካሉ ሃብቲ'ዩ ዝፈጥር። ሃብቲ ምፍጣር ከኣ ቀጠባ'ዩ። ኣብ ስነ-ቁጠባ ግዜ ናይ ፍርያት ረቛሒ (factor of production) እዩ ዝቐጽር። ስለዚ መንእሰያት ኣብ ምሕደራ ግዜ ንቑሓት ክኾኑ ኣለዎም እብል።

### ◆ ገለ መንእሰያት መጻኢኦም ኣብ ምርዳእን ንህይወቶም ትርጉም ኣብ ምሃብን ይሸገሩን ብዙሕ ይጠራጠሩን እዮም። ርእይቶኻ

መንእሰያት ኣብ መስርሕ ዕቤት'ዮም ዝርከቡ። ኩሉ ግዜ ኣካላዊ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ፡ ስምዒታዊን ለውጥታት ኣብ መንእሰያት ክንዕዘብ ባህርያዊ እመስለኒ። በቲ ካልእ መዳይ ድማ፡ ትሑት ደረጃ ተሞክሮ፡ ትሑት ንቕሓት፡ ትሑት ፍልጠትን ክእለትን ኣለዎም። ስለዚ ኸኣ ንዘገጥሞም ኩነታት ኮነ፡ ዝረኽብዎ ሓበሬታ በታ ዘለዎም ዓቕሚ ክድርእዎን መልሰ-ተግባር ክህብሉን ባህርያዊ'ዩ። መጻኢ ከመይ ይመስል፡ ብኸመይ ትዓለወሉ፡ ትርጉም ሂወት እንታይ'ዩ፡ ዝተፈላለዩ ፍጻሜታት ብኢጋኡ ክርድእዎም ናይ ሂወቶም ፍጻሜታት'ውን ከይተረፈ ክስተብህዓልሉን ክትርጉምዎን ከሸግሮም ምርኣይ ዘገርም ኣይኮነን። ስለዚ ኸኣ'ዮም ዕድመ እናወሰኹ፡ ደረጃ ትምህርቲ እናወሰኹ ክኸዱ ከለዉ ዝያዳ ንቕሓትን ብስለትን ዘጥርዩ።

ኣብ ከምዚ ኩነታት ለውጢ፡ መንእሰያት ኣልያ የድልዮም፡ ሓገዝ የድልዮም። መንእሰይ ኣብ መስርሕ ዕቤቱ ብግቡእ እንተተኣልዩን ቅኑዕ መኣዝን ክሕዝ እንተኽኢሉን ንመጻኢ ኣተኣማማኒ ዋሕስ ሃገርን ህዝብን'ዩ። ኣብ'ቲ ለውጢ ዘርእየሉ እዋን፡ ብዛዕባ ነብሱ፡ ብዛዕባ ሕብረተሰቡ፡ ብዛዕባ ሃገሩ ንቕሓቱ ንኸብርኽ ዘድሊ ዕጥቂ ከነዕጥቖ ኣለና። ብዛዕባ ጥዕናኡ ዘድሊ ሓበሬታ ክንቕርበሉ የድሊ። ብዛዕባ ክብርታት ስድራቤትን ሕብረተሰብን ክፈልጦ ዘለዎ ክንፍልጦ ኣለና። ድሕረ ባይታን ታሪኽን ሃገሩ ክነትሕዞ ኣለና። ኣብ ሂወቱ ሓደገኛ ባህርያት (Risky behaviour) ክየማዕብል ክንመኽሮን ክንምዕዶን የድሊ። ኣብ ሂወት ኣድላይቲ ዝብሃሉ ክእለታት (Life skills) ከም ዝፈልጥ ናይ ምግባር ሓላፍነት ኣለና።

ብፍላይ ኣብዚ በበይኑ ዓይነት ሓበሬታ ብበበይኑ ዓይነት ኣገባብ፡ ጽቡቕን ሕማቕን ተሓዋዊሱ ዝመጽኣሉ ዘለወሉ እዋን፡ መንእሰያት ጠቓሚ ሓበሬታ ብኸመይ ይፈልጡን የለልዩን ይጥቀምሉን ኣንፈት ክነትሕዞም ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ።

ብኣጠቓላሊ ማሕበራዊን ስነ-ልቦናዊን ብስለት ክውንን ክንጽዕር ኣለና

ማለት'ዩ። ኣብ'ዚ መዳይ'ዚ ብኣተኩሮ ክዋስኡ ዘለዎም ከኣ ብቐንዱ ስድራቤት፡ ቤት ትምህርቲ፡ ማሕበራትን መራከቢ ብዙሃንን ዓቢ ሓለፍነት ኣለዎም እብል። እዚ ዕጥቂ'ዚ ብግቡእ እንተኣዕጢቕናዮ፡ ሓላፍነታዊ ወሳነ ክወስድን ንትርጉም ሂወት በቲ ቅኑዕ መኣዝኑ ክርድኦን ኣይክጽገምን'ዩ ዝብል እምነት ኣለኒ።

### ◆ ብዛዕባ ዋኒን ትካላት ገለ ክትብለና

ብቐዳምነት ዋኒን ትካላት ብመንጽር ዘለወን ዓቕሚ ሰብን ዝፈጥርኦ ናይ ስራሕ ዕድላትን ከምኡ'ውን ብመንጽር ዘለወን ርእሰ ማልን ዘለወን ኣታዊታትን ኣብ ዝተፈላለየ ደረጃታት ዝተኸፋፈላ ምዃነን ምርዳእ ከድሊ'ዩ። ብሓፈሻኡ ክርአ እንከሎ፡ ደቀቕቲ፡ ነእሽቱ፡ ማእከሎትን ዓበይትን ዋኒን ትካላት (micro and small enterprises) ድማ ይበሃላ። እዚኣተን ተደሚረን፡ ማለት ካብ'ተን ደቀቕቲ ዋኒን ትካላት ክሳብ'ተን ዓበይቲ ወይ ገዘፍቲ ዋኒን ትካላት፡ ኣብ ቀኑጠባ በብደረጃኡ ኣገዳሲ ተራ'የን ዝጻወታ። ብዘይካ'ዚ፡ ዋኒን ትካላት መሰረት ናይ ፍርያት፡ መሰረት ናይ ርእሰ-ማል፡ መሰረት ናይ ተክኖሎጂን መሰረት ናይ ሽቕለትን ተባሂለን'ውን ይግለጻ'የን። መለክዒታት ናይ ሓደ ቁጠባዊ ምዕባለ ኢልና'ውን ክንገልጸን ንኽእል ኢና።

### ◆ ብቐጥታ ምስ መንእሰያት ዝተኣሳሰራ ዋኒን ትካላት ከመይ ዝበላ'የን? ስለምንታይከ መንእሰያት ኣብ'ዘን ትካላት ዝያዳ ክነጥፉ ወይ ተበግሶታት ክወስዱ ይድለ?

ደቀቕትን ነኣሽቱን ዋኒን ትካላት ስራሕ ወይ ሽቕለት ናይ ምፍጣር ወይ ሞያ ናይ ምምዕባል ዕድላት ስለዘለወን ብቐጥታ ምስ መንእሰያት ዝተኣሳሰራ እየን። ብውሑድ ርእሰ ማል ወይ ብውሑድ ፋይናንስ ዝብገሳ ምዃነን ድማ ብልጫአን እዩ።




መንእሰያት ፈጠርቲ ስራሕ እምበር፡ ተጸበይቲ ክኾኑ የብሎምን። መንእሰያት ፈጠርቲ ስራሕ ክኾኑ እንተደኣ ኮይኖም ከኣ፡ መስረትቲ ዋኒን ትካላት፡ ከምኡ'ውን መራሕትን ኣበገስትን ዋኒን ትካላት ክኾኑ ኣገዳሲ'ዩ። ደቀቕትን ነኣሸቱን ዋኒን ትካላት ዝፈጥሮኦ ሽቕለት ወይ ስራሕ ብመንጽር እተን ዓበይትን ማእከሎትን ዋኒን ትካላት ክንርእዮ ከለና ውሑድ'ዩ። ካብ ክልተ ክሳብ ሓሙሽተ ሰባት ዝዝርጋሕ'ዩ። ምስ ምዕባለ፡ እቲ ትካል እናሰፍሐ ክኸይድ ይኽእል።

እዘን ዋኒን ትካላት ውሽጣውን መበቆላውን ተክኖሎጂ (local and indigenous technology) ዝጥቀማ ብምዃነን'ውን፡ ካልእ ብልጫአን'ዩ። እዚ ማለት፡ መበቆላዊ ዝኾነ ፍልጠት፡ መበቆላዊ ዝኾነ ክእለት፡ መበቆላዊ ዝኾነ መረዳእታታት ዝጥቀማ ስለዝኾና፡ ካብ ደገ እነምጽኦ ተክኖሎጂን ማሺነሪታትን ኣዝዩ ውሑድ'ዩ። ስለዚ፡ ነእሽቱን ደቀቕትን ዋኒን ትካላት፡ ኣብ ከባቢና ካብ ዝርከብ መበቆላዊ ንጥረ ነገራት ጌርና፡ ነቲ ሕብረተሰብ ዘድልዩ ነገራት ዲዩ ኣቕሓ ከነፍሪ እንእኽለሉ ኣጋጣሚ ስለዘለወን ኣገዳስነተን ልዑል እዩ።

ዓበይትን ማእከሎትን ዋኒን ትካላት፡ ኢንዳስትሪታት፡ ፋብሪካታት ወይ ዓበይቲ ዋኒናት (Large Enterprise) እንብለን ግን ዓበይቲ ርእሰ-ማል ወይ ዓበይቲ ፋይናንsያዊ ጠለባት ዘለወን ብምዃነን ክብድ ዝበላ ክኾና ይኽእላ'የን። ኣብ'ተን ዓበይቲ ትካላት፡ ናይ ደገ ተክኖሎጂ ወይ ናይ ደገ ንጥረ-ነገራት ከድልየን ይኽእል እዩ። ኣብ'ዘን ደቀቕትን ነኣሸቱን ግን፡ ከምዚ ዓይነት ስለዘየለ፡ ናይ ወጻኢ ሸርፊ ናይ ምቑጣብ ዕድል'ውን ኣለወን።

ደቀቕትን ነኣሸቱን ዋኒን ትካላት፡ ናይ ህዝቢ ህጹጽ ድሌታት ከማልኣ ዝኽእላ ብምዃነን፡ ተወሳኺ ብልጫታትን'ዩ። ህዝቢ፡ መዓልታዊ ኣብ ገዝኡ ዝጥቀመሉ ንብረት ናይ ምፍራይ ተኽእሎ ኣለወን። ነቲ ህጹጽ ድሌታት (immediate needs) ናይ ህዝቢ ዝምልሳ ብምዃነን፡ ኩሉ ሰብ'ዩ፡ በዘን ትካላት ዝፈሪ ኣቕሑ ዝጥቀመሉ። ፍርያተን፡ እቲ ድኻ ወይ ትሑት ኣታዊ ዘለዎ፡ እቲ ማእከላይ ኣታዊ ዘለዎ፡ እቲ ልዑል ኣታዊ ዘለዎ ኣካል ሕብረተሰብ'ዩ ዝጥቀመሉ።

ካልእ፡ ምስ ግዜ፡ ኣብ'ዘን ትካላት ዝጥረ ዝውህለል ፍልጠት፡ ክእለትን ተሞኩሮታትን ኣሎ። እዚ እናማዕበለ ክኸይድ ከሎ ድማ፡ እተን ትካላት'ውን እናዓበያ'የን ዝኸዳ። እዚ ማለት፡ ካብ ደቀቕቲ ዋኒን ትካላት ናብ ናእሽቱ፡ ካብ ናእሽቱ ናብ ማእከሎት፡ ካብ ማእከሎት ድማ ናብ ዓበይቲ ዋኒን ትካላት እናዓበያ'የን ዝኸዳ። መበገሲኡ ናይ'ዚ ኩሉ ግን፡ እዘን ደቀቕትን ነኣሸቱን ዋኒን ትካላት'የን።

### ◆ ኣገዳስነት ናይ'ዘን ደቀቕትን ነኣሸቱን ዋኒን ትካላት ከምዚ ክትገልጾ ዝጸናሕካ ካብ ኮነ፡ መንእሰያት ዝያዳ ተጠቀምትን ዝያዳ ተበግሶ ወሰድትን ክኾኑ፡ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብል?

. . . ማዕርነቱ ዝሓለወ፣ ቀጻልነቱ ዘውሓሰ ሕብረተሰብ ክህሉ እንተኾይኑ፣ እቲ ሓባራዊ ረብሓ ዝያዳ ሚዛን ክህልዎ ኣለዎ ።

መጀመርታ ናብ'ዚ ዝዓለመ ምቹእ ባይታ ወይ ሃዋሁው ምፍጣር የድሊ። እዚ፡ ብመንጽር ልቓሕ፡ ብመንጽር ስልጠናታት ወይ ብመንጽር ሓበሬታ ምቕራብ ክኸውን ይኽእል። ብዝኾነ፡ እቲ መንእሰይ ዝደዳ ተኣማሚኑ ኣብ'ቲ ትካል ንኽበጋግስ ዕድል ዝፈጥር ክኸውን ኣለዎ። ብመጽዕቲ ተኣሳሲሩ ከምዝተረጋገጸ፡ ዳርጋ ናይ ብሙብዛሕትኦን ደቀቕትን ነኣሽቱን ዋኒን ትካላት ጸገም ጉዳይ ሕጽረት ፋይናንስ'ዩ። ስለዚ፡ ብመንጽር ማይክሮ ፋይናንስ ወይ ብመንጽር ማይክሮ ክረዲት ኣማራጺታት ናይ ልቓሕ ምቕራብ ከድሊ'ዩ ማለት'ዩ።

መንእሰያት ቅቡልን ሰሓብን ዝኾነ ናይ ቢዝነስ ሓሳባት ሒዞም ክመጽኡ ከለዉ፡ ብሰንኪ ሕጽረት ናይ ፋይናንስ ወይ ሕጽረት ናይ ክረዲት፡ ትልሞም ከተዓናቕፍ የብሉን ዝብል እምነት ኣለኒ።

ዝቕጽል ጉዳይ ናይ ስልጠና'ዩ። መንእሰያት ካብ ዝተፈላለየ ናይ ሞያ ማእከላት ዝተፈላለየ ሞያታት ሒዞም ይወጽኡ ኣለዉ። ምስ ሕርሻ፡ ምስ ማሺነሪ፡ ምስ ኤለክትሪክ፡ ምስ ኮመርስ፡ ወዘተ ዝተሓሓዝ ሞያታት ቀሲሞም ይወጽኡ ኣለዉ። እዚ፡ ከም መበገሲ ኣገዳሲ ሞያ ስለዝኾነ፡ መንእሰያት ሓደ ነገር ንኽርእዩ፡ ኣብ ከባቢኦም ዘሎ ነገራት ኣስተውዒሎም ዋኒን ንክኽፍቱ ዕድል ዝኸፍት መባእታዊ ፍልጠትን ክእለትን ሒዞም ይወጽኡ ኣለዉ ማለት'ዩ።

ኣገዳስነት ስልጠናታት፡ ምስ ሓዱሽ ተክኖሎጂን ምስ ሓዱሽ ኣሰራርሓን ከላለዩ ዝንብሮምዩ። ተክኖሎጂ ድማ፡ እናተመሓየሽን እናተቐየረን ይኸይድ ስለዘሎ፡ ስልጠና ምሃብ፡ ምስ ምዕቡል ተክኖሎጂን ሓዱሽ ኣገባባትን ክላለዩ ይሕግዞም፡ ብኡ መንጽር ከኣ፡ ኣብ ስርሖም ብቑዓት (efficient) ይገብሮም። ሓደ ትካል ድማ፡ ኣፍራዪ ወይ ብቑዕ እናኾነ ምስ ዝኸይድ፡ ደረጃኡ እናዓበየ ዝኸይድ። በዚ ከኣ፡ ካብ ደቀቕትን ነኣሽቱን ዋኒን ትካላት፡ ናብ ማእከላይ ዋኒን ትካላት ይዓቢ፡ ከምኡ እናበለ'ውን ናብ ዓበይቲ ዋኒን ትካላት ይምዕብል ማለት'ዩ። ስለዚ፡ ስልጠና ሓዱሽ ክእለትን ሓዱሽ ኣሰራርሓታትን ንምትእትታው ኣገዳሲ'ዩ። ብመንጽሩ'ውን፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ናይ'ቲ ዝስራሕ ፍርያት፡ ምውሳኽ መጠን ዋጋ (value added) ንኽህልዎ ሓጋዚ ይኸውን።

**◆ ኣብ መንን ዓበይትን ማእከሎትን፡ ኣብ መንን ነኣሽቱን ማእከሎትን ዋኒን ትካላት ከመይ ጌርካ መላግቦ ትፈጥር ሓሳባት ከትህበና**

ዋኒን ትካላት ክንብል ከለና ኣብ ሕርሻ ወይ ኣብ ስርሓት ሓጺን ጥራይ ጌርና ክንወስዶ የብልናን። ምስ ሕርሻ ኣተኣሳሲርና፡ ከመይ ጌርና ዝተፈላለየ ካሽ ክሮፕ ከነፍሪ ንኽእል፡ ከመይ ጌርና ዘሎ ናይ ሕርሻ ጸጋታት ክንጥቀመሉ ንኽእል፣ ናይ ማይ ጸጋታት፡ ናይ መሬት ጸጋታት እውን መንእሰያት ከመይ ጌሮም ክጥቀምሉ ይኽእሉ ዝብል ምስ'ቲ ዋኒን ትካላት ጌርና ክንሕዞ ዘይንኽእል ኣይኮነን። ኣብ ቱሪዝም ዘሎ ዕድላት እንታይ ይመስል? ኣብ ማኑፋክቸሪን ምስ መሳንዓት ዝኸይድ ዕድላት እንታይ ይመስል? ኣብ ኣገልግሎታት ዘሎ ዕድላት እንታይ ይመስል? ኣብ ንግዲ ዘሎ ዕድላት እንታይ ይመስል? ዝብል'ውን ሓበሬታ ክወሃቡ የድልዮም።

ካልእ ምስ'ዚ ዘሎ ናይ ፋይናንስ፡ ናይ ስልጠና፡ ናይ ሓበሬታ፡ ምስ መሬት ይኹን ምስ ስርዓት ግብርን ቀረጽን ድማ ንዋና ዋኒን ትካላት ብዝበራትዕ መንገዲ ክኸውን ክስረሓሉ ይግባእ እብል።

**◆ መብዛሕትኡ እዋን ዛዕባ መንእሰያት ኣብ ዝለዓለሉ፡ ሓላፍነቱን ግቡኡን ዘዘኻኽር፡ መንእሰይ ከምዚ ክገብር ኣለዎ.... ከምዚ ክኸውን ኣለዎ ዝብል ኮይኑ ንረኽቦ። ብኣንጻሩ ድማ እቲ ዕድመ ናብ ጸወታ፡ ምዝንጋዕን ህይወት ምስትምቓር ዝዘዘወ እዩ። ገለ ሙተዓረቒ ሓሳባት ከትህበና**

መንእሰይ ብመጠኑ'ውን እንተኾነ፡ ኣብ መድረኹ ብጸወታን ምዝንጋዕን ምስትምቓር ሂወትን ክሓልፍ ባህርያዊ እመስለኒ። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተጠቕሰ፡ መንእሰይ ኣብ መስርሕ ለውጢ ኣብ መስርሕ ዕቤት ዝርከብ ኣካል'ዩ። መንእሰይ ከም ትጽቢት ዝግበረሉ ሓላፍነት ሕብረተሰብን ሃገርን ክስከም እንተኾይኑ፡ ኣብ ንኡስ ዕድመኡ ዘድልዮ ናይ ንቕሓት፡ ናይ ትምህርቲን ሞያን ዕጥቂ ክዓጥቕ የድሊ። በቲ ሓደ ወገን መንእሰይ ሓሻሺ፡ ኣህላኺ፡ ኣብ ምስትምቓር ህይወት ዝዘዘወ፡ በቲ ሓደ ወገን ድማ "መንእሰይ ሓላፍነት ክስክም ኣለዎ፡ ግቡኡ ክገብር ኣለዎ" ዝብል ኣዘራርባ ክልቲኡ ዝጠዓዓም ኣይኮነን። መንእሰይ ጸወታን ቁምነገርን ብሓንሳብ ኣጣሚሩ ክኸይድ ዘሸግሮ የለን፡ እዚ ዚብልናዮ ዕጥቅታት እንተኣዕጢቕናዮ። ምስከም ሓላፍነት ምስ ዕድመን፡ ደረጃ ንቕሓትን እናዓበየን እናሰፍሐን ዝኸይድ'ዩ። ስለዚ ብመጀመርታ ናይ ኑብሱ ሓላፍነት'ዩ ክስከም ዘለዎ። ዘዋጽኦንዘየዋጽኦንፈላልዩእንተፈሊጡ፡ ኣብ ንቕሓት ዝተሞርኮሰ ውሳነ ክወስድ እንተኽኢሉ፡ ምስ ዕድመን ዝበረኸ ንቕሓትን ዝኸበደ ማሕበራዊ ሓላፍነት ክወስድን ብንጥፈት ክዋሳእን ዘሸግሮ

ኩሉ መዳያዊ ሃገራዊ ሓርነት ኣብ ነዊሕ ዝረጋገጽ ብዙሕ ውረድ ደይብ ዘለዎ መስርሕ ምኻኑ ምግንዛብ የድሊ ። እዘን ሕጂ ብኣብነት እንጠቕሰን ምዕቡላት ሃገራት፥ኣብ ግዚኡ ሓያል ስራሕን ምጽማምን መስዋእቲን ከፊለን'የን ኣብ'ዚ ደረጃ በጺሐን ።

የለን።

ስለዚ እቲ መንእሰይ ብወገኑ ክገብሮ ዘለዎ ተበግሶ ክወስድ ኣለዎ። ሕብረተሰቡ ብግቡእ ክፈልጥ፡ ባህሉን ታሪኹን ብግቡእ ክግንዘብ ብድስፕሊን ክምራሕ ኣለዎ። ሓላፍነት ክስከም ዝኽእል ምኳኑ ብተግባር ከርኢ ክኽእል ኣለዎ። ብወገን ሕብረተሰብ ድማ ፈቲና ጸሊእና መንእሰያት ተካእቲ ምኳኖም ኣሚንና ሓላፍነቶም ብግቡእ ክስከሙ ከነዳልዎም ኣሎና እብል። ዓቕሞምን ብቕዓቶምን ንምልላይ ዝሕግዘና መካኒዝም ክህልወና ኣለዎ። እቲ ዝሓብን ነገር ኤርትራውያን መንእሰያት ሓላፍነቶም ፈሊጦም ብብቕዓት ዘተግብሩ ምኳኖም እዩ። ስለዚ ብሓፈሻኡ ካብ ሕብረተሰብ ዝድለ ኣልያ፡ መገዲ ምርኣይ፡ ክሰርሑን ኪጋገዩን ዕድል ብምሃብ ተሞክሮ ከም ዝቐስሙ ምግባር ኣድላዪ እዩ እብል።

### ◆ ሓባራዊ ሃገራዊ ረብሓን ውልቃዊ ረብሓን ብኸመይ'ዩ ክትዓረቕ ዘለዎ? ገለ ክትብለና

ብናተይ ኣረዳድኣ መጀመርታ ክጥመት ዘለዎ ሓባራዊ ረብሓ እዩ። ከም ህዝቢ ጥሙራት ኮይንና ክንቅጽልን ከም ሃገር ድማ ህላወና ከነረጋግጽን መጀመርታ ሓባራዊ ረብሓና ክንፈልጥን ክንሕሉን ከም ዘለና፡ ብፍላይ መንእሰያት ክግንዘብዎ ኣለዎም እብል። እዚ ክብል ከለኹ ግና ውልቃዊ ተበግሶ ንውልቃዊ ረብሓ ክህሉ የብሉን ማለተይ ከስምዕ የብሉን። እንተኾነ እቲ ንውልቃዊ ረብሓና ንምጭባጥ እንገብሮ ጻዕሪ፡ ነቲ ሓባራዊ ረብሓ ብኣሉታ ክጸልዎ ወይ ድማ ኣብ ሓደጋ ከውድቕ የብሉን። ስለዚ ብመንጽር ውልቃዊ ጻዕሪ ክንረኽቦ እንብህጎ ረብሓታት ንጹር ዶብ ክህልዎ ኣለዎ።

ምናልባት ኣብ ሓደ ሓደ ክልሰ-ሓሳባት፡ ኩሉ በብውልቁ እንተረቢሑ ብኣጠቓላሊ ሓባራዊ ረብሓ ክረጋግጽ ይኽእል'ዩ ዝብል ምጉት ኣሎ። እንተኾነ እዚ ኣባሃህልታት'ዚ ኣብ ተግባር ከተረጋግጾ ውሕስነት የብሉን። ስለዚ ማዕርነቱ ዝሓለወ፡ ቀጻልነቱ ዘውሓሰ ሕብረተሰብ ክህሉ እንተኾይኑ፡ እቲ ሓባራዊ ረብሓ ዝያዳ ሚዛን ክህልዎ ኣለዎ።

በቲ ካልእ መዳይ ድማ፡ ውልቃዊ ተበግሶታት ክተባባዕ ኣለዎ። ወልቀ-ሰባት ኣብ ዘይረብሕሉ ስራሕ ፍልጠቶም ጸዓቶምን ርእሰ-ማሎምን ከውፍሩ ኣይደልዩን እዮም። ተክኖሎጂያዊ ምህዞታት፡ ንጸገማት ሕብረተሰብ ፍታሕ ዘምጽኡ ምርምራት ብውልቀ-ጻዕሪ ዝመጹ ኮይኖም፡ ንጸገማት ሕብረተሰብ ፍታሕ ብምንዳይ ሓባራዊ ረብሓታት የረጋግጹ። ስለዚ እቲ ዝግባእ ሚዛን ክህሉ ኣጋዳሲ'ዩ እብል።

### ◆ ሃገራዊ ሓርነትና ብኹሉ መዳያዊ ሓርነታት ንምድልዳል፡ መንእሰያት ዉልቃዊ ሂወትና ብኸመይ ክንሃንጽ ይግበኣና ትብል?

ምሉእ ሓርነት ሓያል ቁጠባ ብምህናጽ'ዩ ዝረጋገጽ ዝብል እምነት ኣለኒ። ኣብ ሃገራት ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ውልቀ-ሰባት'ውን ከይተረፈ፡ ካብ ካልኦት እናተጸበኻ ሓርነት ኣለኒ ክትብል ኣጸጋሚ'ዩ። ቁጠባዊ ህንጸት ድማ ብጻዕሪ፡ ብስራሕ ብምርምርን ብምህዞን ጥራይ ዝረጋገጽ ምኳኑ መንእሰያት ይስሕትዎ'ዮም ኣይብልን'የ። ኩሉ እትጽዕረሉን እትሰርሖን ቅልጡፍ ረብሓ ትረኽበሉ ማለት ከኣ ኣይኮነን። ገሊኡ ሕጂ ረሃጽና እነፍስሰሉ ስራሕ መጻእቲ ወለዶታት ዝረብሕሉ ክኸውን ይኽእል። ስለዚ Inter-generational responsibility ዝብሃል ኣተሓሳስባ ክህልወና ኣለዎ። ቁጠባዊ ዕቤትን ምርግጋጽ ኩሉ መዳያዊ ሓርነትን ወለዶታት እናተተኻኽኡ ዝጭብጥዎ ሸቶ'ዩ። ልዕሊ ኹሉ መንእሰያት ክውንነታውያን ክንከውን ኣለና። ትጽቢታትና ምስ ክውንነት ከነዛምዶ ኣለና። ውልቃዊ ትጽቢታትና ኣብ ባይታ ምስ ዘሎ ክውንነታት ኣዛሚድና ውልቃዊ ሂወትና ክንቅይስ ኣለና ዝብል ርእይቶ ኣለኒ። ኩሉ መዳያዊ ሃገራዊ ሓርነት ኣብ ነዊሕ ዝረጋግጽ ብዙሕ ውረድ ደይብ ዘለዎ መስርሕ ምኳኑ ምግንዛብ የድሊ። እዘን ሕጂ ብኣብነት እንጠቕሰን ምዕቡላት ሃገራት፡ ኣብ ግዚኡ ሓያል ስራሕን ምጽማምን መስዋእቲን ከፊለን'የን ኣብ'ዚ ደረጃ በጺሐን። እዚ ናይ ሕጂ ወለዶ ካብ ዝሓለፉ ወለዶታት ዝሓሸ ዕድል ኣለዎ። ዝማዕበለ መሳርሒታት፡ ዝማዕበለ ናይ ኣሰራርሓ ኣገባባት፡ ዝማዕበለ ተክኖሎጂ ወዘተ ዘለዎ ዘመን ኣለና። እንተኾነ ንስራሕን ምጽማምን ዝትክእ የለን። ስለዚ መንእሰያት ውልቃዊ ሂወትና ብስራሕ፡ ኣፍራይነትን ኣበርክቶን ሞያን ትምህርቲን ክንመዝኖ ኣለና እብል።

### ◆ መንእሰይ ካብ ንእስነት ብኸመይ እዩ ናብ ናብራን ሓዳርን ክሰጋገር ዘለዎ? መርዓን ሓዳርን ማል ምስ ኣኪብካ፡ ንብረት ምስ ኣጥረኻ ምምርዓው ይሓይሽ ዝብሉ ኣለዉ። ሞያዊ ርእይቶኻ

መሰረት ጽቡቕ ሓዳር ፍቕሪ ምኳኑ ኩሉ ዝሰማማዓሉ እዩ። እንተኾነ ቅድሚ መርዓ ዘሎ ፍቕርን ድሕሪ መርዓ ዘሎ ፍቕርን ፍልልይ ኣለዎ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ። ፍልልዩ ኣብ ትሕዝቶኡን ትርጉሙን ኣይኮነን። እቲ ፍልልይ ኣብ እትስከሞ ሓላፍነትን ዝጠልቦ ረቛሒታትን እዩ። ቅድሚ መርዓ ዘሎ ዝበዝሐ ብሙብጻዓታት ዝተመልአ እዩ። ብዙሕ ጭቡጥ ሓላፍነትን ግዴታትን የብሉን። ድሕሪ መርዓ ሓዳር ምምራሕ'ዩ። ጭቡጥ ግዴታት ኣለካ፡ ሓላፍነት ኣለካ። ስለዚ ሓዳር ኩሉ መዳያዊ ምቅርራብ የድልዮ። ስነ-ኣእምሮኣዊ፡ ፋይናንሲያዊ፡ ስምዒታዊ፡ ማሕበራዊ ወዘተ. ቅሩብነት የድልዮ። ስለዚ ርእሰ-ማል ምስ ኣከብኩ ሓዳር ክገብር ዚብል ዘረባ ኣይሰማማዓሉን። እንተኾነ ሓዳር ፋይናንሲያዊ ውሕስነት የድልዮ። እንተወሓደ ሓደ ካብ መጻምዲ ክሰርሕ፡ ንገዛ ኣታዊ ከምጽእ ኣለዎ።

ርእሰ-ማል ክእኩብ ግዜ ይወስድ'ዩ። ስለዚ ርእሰ-ማል ክትእክብ'ውን ዕድመ ክኸይድ ስለ ዝኽእል፡ ሓዳርካ እትኣልየሉ ፋይናንሲያዊ ምንጪ ምርግጋጽ እኹል ኮይኑ እስምዓኒ።

**◆ መንእሰያት ኣብነት፥ ኣብ ኮሌጅ፡ ኣብ ስራሕ ወዘተ. እንታይ እናገበሩ ክትርእዮም ደስ ይብሉኻ?**

ኣብ ዝተዋፈርሉ ዓውዲ ብትግሃት፡ ብዘይተጉላባነት፡ ክብረታት ሕብረተሰቦም ተላቢሶም እናሰርሑ፡ እናጸዓሩ፡ ኑብሶም እናማዕበሉ ክርእዮም ደስ እብለኒ።

**◆ ኣብ ህይወት፡ ብሕልፊ ኣብ ኣካዳሚያዊ ዓለም ክዓብዩ ንዝደልዩ መንእሰያት እንታይ ትብሎም?**

ከይተሃከኻ ምንባብ፡ ናይ ምርምርን መጽናዕቲን ክእለትን ብቕዓትን ምጥራይ ኣገዳሲ'ዩ እብል።

**◆ ምሁራት ዜጋታት ፍልጠቶም ንመንእሰያት ኣብ ምስጋር ከመይ ኣለዉ?**

ኣዝዩ ዝምስገን'ዩ። ኣብ ኩለን ኮለጃትና ናይ ጉዕዞ ሃልኪ ከየድከሞም፡ በቲ ዘሎ ድሩት መሳለጥያ ፍልጠቶም ኣብ ምስግጋር ይረባረቡ ኣለዉ። ብሉጽ ስራሕ'ዩ።

**◆ ናብ ውልቃዊ ሂወትካ ክመልሰካ። ኩነታት መርዓ**

ምርዕው፡ ኣቦ ኣርባዕተ ውሉዳት (2 ኣወዳት፡ 2 ኣዋልድ)

**◆ ኣብ ደቅኻ ዝገበርካዮ ጽልዋ**

ገና ብሕጂ ዝርአ'ዩ። እቲ ኣንፈት ግና ኣዝዩ ዘተባብዕ'ዩ።

**◆ ብወገንካ "ተዓዊተ እየ" እትብሎ**

ኣብ ትምህርተይ ብዘይ ዝኾነ መሰናኽል ናብ ዝለዓለ ደረጃ ክቕጽል ምኽኣለይ።

**◆ ትፈትዎን ትጸልኦን ባህርዪ**



ዝፈትዎ - ቅንዕና፡ ይቕረ ምሕታትን ይቕረ ምባልን፡ ሓልዮት፡ ዲስፕሊን

ዝጸልኦ ድማ - ምስልዩነት፡ ሓሶት፡ ተሃላላኺ ምኽንን፡ ተለዋዋጢ ባህሪ ምሓዝ

**◆ ምስ ትምህርቲ ዘዐረኻዮ ባህርዩ ኣሎዶ?**

እወ። ክትዛረብ ከለኻ ወድዓዊ ኴንካ ምዝራብ። ንሓደ ጉዳይ ብብዙሕ መኣዝን ክትጥምቶ ምኽኣል፡ ጽን ኢልካ ምስማዕ፡ ናይ ካልኦት ርእይቶ ምቕባል፡ እንተተኻኢሉ ንዝኾነ ምጉት ብመርትዖ ምስናይ፡ ትሑት ምኳን፡ ንዝኾነ ጸገም ኣማራጺታት ፍታሕ ምድላይ ወዘተ.

**◆ ኣብ ሂወትካ ዘሐጉሰካ ነገር**

ዝጸዓርኩሉ ነገር ውጽኢት ክርከቦ ኸሎ

**◆ ንፍቕሪ ከመይ ምገለጽካዮ? መንእሰያት ኣብ ጾታዊ ፍቕሪ ክኽተልዎ ኣለዎም እትብሎ**

ሓቀኛን ነባርን ፍቕሪ ንብጻይካ ወይ ብጻይትካ ብምሉእ ልብኻ ምቕባል ኮይኑ እስምዓኒ። ኣብ ሓድሕድካ ነግፈረግ ምጥርጣር እንተልዩ ቀጻልነት ፍቕሪ ኣብ ሓደጋ ወዲቑ ኣሎ ማለት'ዩ። ኣብ ፍቕሪ ጎደሎ ምቕባል ክህሉ የብሉን። ፍቕሪ ብስሕበት'ዩ ዝጅምር፡ ምቅርራብ ይኽተሎ፡ ኣብ መወዳእታ ድማ ብተወፋይነት (Commitment) ወይ ውሳነ ብምውሳድ ቀጻልነቱ የውሕስ። ስሕበት ጥራይ ብዘይ ምቅርራብ ሃነይነይታ ኮይኑ'ዩ ዝተርፍ። ምቅርራብ ብዘይ ስሕበት ድማ ዕርክነት ወይ ምሕዝነት ይምስርት። ስሕበት ፈጢርካ፡ ተቐራሪብካ፡ ውሳነ እንተዘይተወሲዱ ኸኣ መዛዘሚኡ ዘይንጹር ላንጋላንጋ ይኸውን። ጾታዊ ፍቕሪ ማለት ጾታዊ ርክብ ማለት ኣይኮነን። የግዳስ ጾታዊ ርክብ ሓደ ንኡስ ክፋል መግለጺ ፍቕሪ ክኸውን ይኽእል። ስለዚ ምትእምማን፡ ምክብባር፡ ምርድዳእን ምትሕልላይን እቲ ዝዓበየ ቦታ ክንህቦ ኣለና።

**◆ ክትክእሎ እናደለኻ፡ ዛጊት ዘይኮነልካ ነገር**

ቋንቋታት ብፍላይ ዓረብን ፈረንሳን ክመልኽ እደሊ። ፕሮፈሽናል ናይ IT ክእለት ክህልወኒ ካብ ዝብህጎ'ዩ።

**◆ የቐንየልና፡ ዶክተር ኣሚን ተኸላይ።**

*ማሰፍን ገብረሂወት*

## ሓሳባት

# 'ደጋፍን ተቓዋምን'

ኤርምያስ ሰሎሞን

'ደገፍቲ': እቶም ነዚ ዀሉ ኣብዛ ሃገር ዘጋጥም ሕማቓትን ጽቡቓትን ከም ዘሎዎ ርዒሞም: ርእይቶ ዘየቕርቡ ወይ ድማ ስምዒት ዘይብሎም ሰባት፥ 'ተቓወምቲ' ድማ ካብ ሰቦም ብልሕ ዝበሉን ንዅሉ ነገር ድማ ብነቐፌታዊ ዓይኒ ዝርእዩን ፍጡራት ኰይኖም ዝስምዖም ገለ ውልቀ-ሰባት ምስ ኣጋጠሙኒ ሰገጥ ኢለ። ኣብዚ ሃገር ዝተጠርየ ክቱር ናይ ምጽዋርን ምጽማምን ዓቕሚ: ንዝዀነ ሰብ ውሽጡን ውሻጠኡን ንኺይትፈልጦ ደሪኹ እዩ። "እቲ መፈጸምታ ነቲ መገዲ ምኽኑይ ይገብሮ" (The end justifies the means): ይብሉ ሰብ ምዕራብ። እቲ ኣብ መወዳእታ ከም ሃገር ርእስና ኣቕኒዕና ዝወጻእናሉ ጥምጥም: ነቲ ዝሓለፍናዮ ጉዕዞ ምኽኑይ ስለዝገብሮ እምበር: ንሕና ዝሓለፍናዮ ደኣ መን ምሓለፎ!

ካብቲ ብኻልኦት ዝነገረና ጸገማትና: እቲ ኣብ ውሽጥና ጸይርናዮ ዝሓለፍናን ንሕና ጥራይ እንፈልጦንዶ ኣይበዝሕን። ኣይ ከምኡ ስለ ዝዀነ እንድዩ ደኣ: እዚ ህዝቢ: ሃገር ከምጽእን ሃገር ከጸንዕን ዝኸኣለ። እዚ ህዝቢ: ወትሩ ካብ ጸገማቱ ንሱ ይዓቢ፥ ካብ ብእዝኑ ብልቡ ይሰምዕ፥ ልዕሊ ዅሉ ድማ ካብ ነፍሱ ንሃገሩ የፍቅርን ንሃገሩ ኣሕሊፉ ኣይሁብን።

***

ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ: ስማ ኤርትራ: እዚ ድማ ዶባታ' ኢልና ባዕልና ዝሓንጸጽናያ ሃገርዶ ኣላትና እያ!? ከም ኲለን ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ዝነበራ ሃገራት ኣፍሪቃ: ውጽኢት ሻማ-ሻማን ምጉዝዛይን ኣህጉር ኣፍሪቃዶ ኣይኰንናን!



ቅድሚ'ዚ: ሃገር ነይራትና እያ ኢሉ ዝምካሕ ኣፍሪቃዊ ንመን ከታልል ይኽእል? ብእተፈላለየ ዓይነታት ዝቼሙ ህዝብታት ኣብ ትሕቲ 'ሃገር' ዝብሃል ስርዓት ምስ ቄሙ እዮም: ብሃገርን ሃገራውነትን ክሓስቡ ጀሚሮም እምበር: ቅድሚኡስ ከከም 'ሓይልኻ' ግዝኣትካ ዝገፍሕን ዝጸብብን ኣቃውማ እዩ ዝነበረ።

ድሕረ-ባይታ ኣፍሪቃ እዚ እንተዀይኑ: ሃገራት ኣፍሪቃ: ሃገር ከቑማን ሃገራውነት ከስርጻን ዝሓለፉኦ ጉዕዞ ቀሊል ኣይነበረን። ናትና ናይ ኤርትራውያን እውን ካብዚ ብዘይፍለ: ሃገር ክንከውን እናተገበኣና: ንኺይንኸውን ብዝተገብረ ሽርሕታት ዝኸፈልናዮ ዋጋ ኲልና ስለ እንፈልጦ: ኣብዚ ምግላጹ ኣገዳሲ ኣይኰነን። እንተዀነ: ኣብቲ መድረኽ እውን እንተዀነ: ነታ 'ናጽነት' እትብል ምቅርቲ ኣምር እኳ ዝድግፉዋን ዝቃወሙዋን: 'ደገፍትን ተቓወምትን' ነይሮም እዮም።

### 1961

ጥዒሙና እንተንነብር እንታይ ብረት ዘሐንግጥ ነይሩና። ውሱን ክፋል ሕብረተሰብና ጥራይ ከፊኡዎ እንተዝነብር: ካብ ግዜ ናብ ግዜ ቃልስና ከመይ ገይሩ ሃገራዊ መልክዕ ሒዙ። ዋላ'ቶም 'ናጽነት ይጽንሓልና ወይ ኣየድልየናን እዩ' ዝብሉ ዝነበሩ: ቀስ እናበሉ ኣብ ናይ ናጽነት ቀጽርታት ንኽስለፉ ዝደረኾም እንታይ ነይሩ!?

ስድራኡ ገዲፉ: ጥሪቱ ጠንጢኑ: ምህሮኡ ኣቋሪጹ: ምቾት ናብራ ሓዲጉ ... ኮታ በበይኑ ዝድሕረ-ባይታኡ ኤርትራዊ: ስለምንታይ ንናጽነት ምሒር ብሂጉዋ? ስለምንታይከ ክሳዕ ህይወቱ ንኽብጅወላ ገንሸል ኰይኑ!?

30 ዓመታት ገድሊ: ማዕረ-ማዕረ'ቲ ንጸላኢ ንምሕግሓግ ዝተኻየደ ቓልሲ: ስምረት ናይ ኣተሓሳስባን ዕላማን ንምምጻእ እተኸፍለ ዋጋ: ናይ ሎሚ መንእሰያት ብዕላል ወይ ብጽሑፍ ንፈልጦ ንኸውን። ባዕሎም'ቶም ኣብቲ ውዕሎ ዝነበሩ ግና ገና ካብ ዝኽሮም ኣይሃሰሰን።

ንናጽነት ኪቃለሱ ኸለዉ: ልኡላውነታ እተኸብረ ብልጽግትን ሕፍርትን ሃገር ንምምስራት ደኣ እምበር: ሓንሳእን

ንሓዋሩን ብድሆ ዘይገጥማ ሃገር ምምስራት ደኣ መን ምስ ረኸቦ ኢና ንሕና ክንረኽቦ!?

ኣብ መስርሕ ምምጻእ ናጽነት፡ ዋላ'ኳ ስሙ ጥዑም ኣይኹን፡ 'ደጋፍን ተቓዋምን' (ናይተን ዝነበራ ውድባት) ዝብሉ ኣምራት ኣይነበሩን ድዮም! እቲ ምድጋፍን ምቅዋምን ግና ናይ ኣተገባብራ መትከላዊ ፍልልይ እምበር፡ እታ '... ንሓርነት ኤርትራ' እትብል ጥብቆስ ኣብ ኩለን ውድባትና ነይራ እያ። ነየን ውድብ ትድግፍ ነየን ውድብከ ትቃወም ዝብል ሕቶ፡ ኣብ መስርሕ ቃልሲ ተመሊሱ፥ እቲ ዓብላሊ ሓቂ ተዓዊቱ፥ ናጽነት ኰይኑ! ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ንኹሉ ክፋል ዝውክል ውድብ ክምልምል ከም ዝኽኣለ፡ በቲ ብደገ ዝነፍስ ዝነበረ ጫሌዳታት ዘይኰነስ፡ ብደሙን ብድምጹን እዩ 'እወ ንናጽነት' ብምባል ኣረጋጊጹዎ።

**1991**

ድሕሪ ናጽነትና ዘስተማቐርናየን ዓመታታ፡ ኣንጻር ባህግና ካብ ምሒር ምውሓደን እተላዕለ፡ ብዙሓት ካባና ክንርስዐን ባህርያዊ እዩ። ገለ መንእሰያት ከኣ'ሞ፡ ዋላ ነተን ውሑዳት ምቁራት ዓመታት እውን ኣየርከቡለንን። ወራር፡ ኲናት፡ ከበባ፡ እገዳ፡ ሽርሒ ወዘተ. ንልዕሊ ዕስራ ዓመታት ዝሰማዕናዮን ዝነበርናሉን ኩነታት ስለ ዝነበረ፡ ጽንዓትናን መትከልናን ክፍተን ባህርያዊ እዩ ነይሩ። ጸላእትናን ዘራያቶምን ግና ከም ወትሩ እቲ ብቐንዱ ኣብ ጉዕዞ ንናጽነት ዘጥረናዮ ናይ መኸተ ባህልን ባህርይን እኹል ግምት ስለዘይሃቡዎ፥ ንዓመታት ንኽንቱ ደኺሞም ኣብ መወዳእታ ድማ ዘፍ ኢሎም።

ብዕራይ ናብ ዘበለ-እንተበለ ዕርፊ ስለ ዘጽናዕና እምበር፡ ክንደይ መህውተትቲ ኣማራጺታት እሞ ዘይተቐረቡልና። ኩብደት ናይቲ ዝሓለፍናዮ እዋን፡ ብጽንዓትና ጥራይ ዘይኰነ ተሰጊሩ፡ ኣብ መትከላት ገለ ውልቀሰባት ይኹን ኣብ ኣካይዳና ሓላፍ-ዘላፍ ዘይፈጠረ ኣይኰነን።

**2021**

ኤርትራ፡ ሕጂ'ውን ልክዕ ድሕሪ ሰላሳ ዓመታት፡ ብኣዝዩ ወሳኒ መድረኽ ትሓልፍ ኣላ። እቲ ጸብለል ኢላ ዝወጸትሉ፥ እቲ ሳላ ጽንዓት ህዝባ ዝሰገረቶ፡ ሕጂ ምስ ሓለፈ ቀሊል ዝመስል ሕቶ ህላውነት ኣጸቢቕና ክነስተማቕሮ ይግባእ። ሓድጊ ወይ በሰላ ናይቲ ብቑጠባ ንኽንበርከኽ ይኹን ብዓቕሚ ሰብ ንኽንጸንት ዝተገብረ ኩሉ ሽርሕታት፡ ገና ኣብ ውሽጥና ኣሎ። "እቲ መፈጸምታ፡ ነቲ መገዲ ወይ ነቲ ጉዕዞ ምኽኑይ ይገብር" ኢልና ኣብ ላዕሊ ስለ ዝደምደምናዮስ፡ ኩሉ ሽግራትና ካብ ባዕዲ ዝመጸ ጥራይ እዩ ኢልና ክንድምድም ኣይንኽእልን ኢና። እንተ'ኰነ፡ ርግጸ ኢልና ክንሓስበሉ ዝግባእ ኩነት ደኣ እምበር፡ በዝን በትን ብዝወናጨፍ ጓል-መገዲ ክንጭወ ኣይግባእን።

***

"እቲ ኣብ ደገ ዘሎ ሓወይ እንድዩ ምስዘም ተቓወምቲ ኾይኑ!" ዕላል ሓደ መንእሰይ እዩ።

"እንታይ ኢሉ ይቃወም?"

"እዚ መንግስቲ ከምዚ ገይሩ፡ እዚ ኣበር ኣሎዎ፡ እዚ ኣካይዳኡ..."

"ካልእከ እንታይ ይብል?"

"ቢቃ እዚኣን እየን ዘረባኡ"

"እዚ ደኣ'ሞ ኩሉና እንብሎ እንድዩ"

"በል ንሱስ ንሰን እየን ዘረባኡ"

"ኣብ'ቲ ምዕቡል ዝብሃል ዓለም ስለዘሎስ፡ ካብቲ ኣብዚ ሃገር ዘሎ ንህይወትና ዘካብድ ዘሎ ነገራትን ልዕሊኡ እንፈልጦ ኩነታትን ዝነግረናስ፡ ክንምዕብለሉ እንኽእል ሓሳባትን ግብራዊ ኣበርክቶን ምሓሸና"

እቲ ዕላል ቀጺሉ። 'ደጋፊ/ ተቓዋሚ' ዝብሉ ቓላት ካብቶም Supporters/ Opponents ዝብሉ ቃላት እተራዕሙ ስለዝኾኑ እምበር፡ ንኣረኣእያና ብልክዕ ዝገልጹ ኣይኰነን። ስለዝተለምዱ ግና ንግዚኡ ከም ዘለዉ ንጠቐመሎም። ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዘዕለልናዮ፡ ምድጋፍን ምቅዋምን፡ ዝነበረ፡ ዘሎን ዝቕጽልን እዩ።







ኣብ መንፈስ ናይቲ ምድጋፍን ምቅዋምን ዘሎ ፍልልያት ግና ክነስተውዕለሉ ይግባእ። ኣብዚ ሃገር ዘሎ ኣበራት ስለዝዘርዘርካ፡ ተቓዋሚ ኣየብለካን እዩ። ንነፍሲ-ወከፍ ኣበር ንምቕራፍ፡ ካብዚ ዘሎ ኣካይዳ ዝሓሸ ኣማራጺ ዘቕርብ ተቓዋሚ ግና ‘ደጋፊ’ እዩ። ምኽንያቱ፡ ኣብ ዝሓለፈ መድረኽ፡ ብእተፈላለየ ምኽንያት ቀዳምነት ስለዘይተዋህቦም፡ ኣዝዮም ብዙሓት ምሩጻት ሓሳባት ኣብ ግብሪ ክውዕሉ ኣይከኣሉን። ኣብዚ ዝቕልቀል ዘሎ መድረኽ ግና ዝቋየቑ ዘይኮኑስ ዝእርሙ፡ ተስፋ ዘቑርጹ ዘይኮኑስ ሞራል ዘስንቑ፡ ገማማዕቲ ኣረኣእያታት ዘስርጹ ዘይኮኑስ፡ ሃገርን ልኡላውነትን ማእከል ዝገበሩ ሓሳባት ዘበርክቱ ‘ተቓወምቲ’ የድልዩና ኣለዉ።

ህዝቢ ኤርትራ ምሉእ ዕድሚኡ ብምቅዋምን ብምድጋፍን እናሓለፈ ዝመጸ ስለዝኾነ፡ ብዙሕ ኣይግረምን እዩ። እቲ ፍልልይ፡ ናይ ሎሚ ‘ደገፍን-ተቓውሞን’ ብቴክኖሎጂ እተሰነየ ምዃኑ እዩ። ኣብዚ ምዕቡል ዘመን፡ ብቴክኖሎጂ ጌርካ ክትወቓቐስ ከኣ ባህርያዊ እዩ። ኣቱም ሰባት፡ ቀደምሲ ውሑዳት ‘ንቑሓት’ ሰባት እዮም፡ ነቲ ፖለቲካ ዝፈላሰፉሉ ዝነበሩ። እንተ ሎሚ ግና፡ ቅንጥብጣብን እኽብካብን ሓበሬታ ኣከናዊንካ፡ ክትትንትን ምውዓል እናሳዕረረ ይኸይድ ኣሎ’ሞ፡ ኩሉ ዝዛረብ እንተኾይኑ ደኣ መን’ዩ ክሰምዕ!?

ኣርእስትና ብዛዕባ ምቅዋምን ምድጋፍን እዩ። ክንድግፍ ከለና ብልዙብ ቃላትን ብኣፍልጦን፡ ክንቃወም (ክንነቅፍ) ከሎና ድማ ካብ ስምዒት ብምውጻእ ከምኡ’ውን ልኡላውነት ሃገርን ህዝብን ማእከል መገተና ክንገብር ይግባእ። ከምኡ እንተዘይጌርና ግና መፍቶ ጸላእትን ተበለጽትን ክንከውን ስለ እንኽእል ጥንቅቕ ደኣ ንበል።

ዕሙት ደጋፍን ጸማም ተቓዋምን ክሰማምዑ ኣይክእሉን እዮም። ማእከል ደገፍናን ተቓውሞናን ‘ሃገር’ እንተኾይኑ፡ ኢሂን-ምሂን ክንበሃሃል ኣይክንሸገርን ኢና። ብኣንጻሩ፡ እቲ ሓደ ‘መንግስተይ ኣይትተንከፉለይ’, እቲ ኻልእ ወገን ድማ ‘እዚ መንግስትና ኣይኮነን!’ ዝብል መርገጺ ሒዞም ዝማገቱ ‘ደገፍትን ተቓወምትን’ ክቀራረቡ ዘይኮኑስ መፍቶ ጸላእቲ እዮም ዝኾኑ። ክልቲኦም ወገናት ኣብ ህላውነትን ልኡላውነትን ሃገር፡ ዋጋ-ዕዳጋ ዘይገብሩ እንተኾይኖም፡ ብርግጽ ድማ ክልቲኦም ወገናት ብሕቡእ ጽልዋ ጸላእቲ እዛ ሃገር ዘይተጸልዉ እንተኾይኖም፡ ንኽቀራረቡ ዝምችእ ግዜ ይቐርብ ከምዘሎ ክፈልጡ ይግባእ። እቶም እንተስ ብፍላጥ እንተስ ብዘይፍላጥ መጋበርያ ጸላእቲ ኰይኖም ዝጸንሑ ውሑዳት ‘ተቓወምቲ’ ግና ነብሶም ሓኺኾም፡ ናብ ‘ነቐፍቲ’ እንተዝቕየሩ፡ እዝኒ ምሃብናዮም። እምበር ብስም ተቓውሞ፡ ቃና ጸላእትና ዝደግሙ ተቓወምቲ፡ ካብቶም ‘ጸላእትና’ ፈሊና ክንርእዮም ኣይንኽእልን ኢና።

ግዜ ዘርዩና እምበር፡ ካብ ኣርብዓታት ኣትሒዝና ታሪኽና እንተ ርኢናዮን ኣስተማቒርናዮን፡ ካብ ብዙሕ ፍልልያት ፈሊቕና፡ ኣብ መወዳእታ ግና ሓደ ህዝቢ ብምዃን፡ ‘ሃገር’ ዝፈጠርና ህዝቢ ምዃንና ንምርዳእ ኣይክንሸገርን ኢና።

ስለዚ፡ ብፍላይ መንእሰያት፡ ንህሉው ኩነታት እዚ ሃገር፡ ካብ ክሳዱ ዘይኮንና፡ ካብ ሱሩ ክንፈልጦን ክነስተማቕሮን፡ ነቲ ዝምጉስ እናመጐስና፡ ነቲ ዝንቀፍ ድማ እናነቐፍና ደኣ እምበር፡ ውልቃዊ ጥሙሕና ጥራይ ማእከል ዝገበረ መትከል ክህልወና ኣይግባእን። እዚ ኹሉ ክንበሃሃሎ ዝጸናሕና፡ ኣብቶም ውሑዳት መንእሰያት ዝርአ መንፈስ ምብህሃል ኣንፈት ንምትሓዝ ደኣ’ምበር፡ እዚ ጉዳይ ከም ዓብይን ኣዝዩ ኣዛራብን ጉዳይ ስለዝኾነ ኣይኮንናን። ከምኡ ዘይምዃኑ ድማ ክንሓባብኦ ስለ ዝደለና ዘይኮነስ፡ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ንሃገሩ ማዕረ ክንደይ ከም ዘፍቅርን ኩለንተናኡ ከም ዝውፍይን፡ ቅድሚ ገለ እዋን፡ ይከኣሎታትን ደቆምን፡ ኣብዚ እዋን ድማ ዋርሳያትን ደቆምን ብግብሪ ዘረጋገጽዎን ዝትግብሩዎን ሓቂ ኾይኑ ይቕጽል ኣሎ።

ክብሪ ንመንእሰያት ኤርትራ!

## ወይ ቁንቁነ

ስልጣን ሰነቐ
መዘሒቑ መዘሓቐ
ግምጃ ተዘቑቐ
ምስጢሩ ዘሮቐ።

እምብዛ ሓንቂቑ
ብትዕቢት ተሰርኒቑ
ተፈሊጡ ጠንቁ
ተነፊሑ ብዘይወርቁ
ልቦና ኣርቂቑ።

ዝዘቖቕ ዝምዝሓቕ
ኣበይ ኣሕቀቜ
ንደቁ ዝበቓቜ
ብዘይ ውሑስ ማሕንቜ
ኣብ ኢድ ሱብ ኣውደቜ።

ካብ ጉላ ሱብቑ
ቺፃዝ ዝሰርነቑ
ምስ`ቲ ኹሉ ዝሰነቑ
መን መውደቑ
ኣእምሮ እንተዘይረቑ።

ሀሁ ... በቡ ኣይተማህሮ
ኣቡጊዳ ረባሕታ ኣይነበሮ
ምጉዳልን ምምቃልን ዝተማኮሮ
ረሲዑ እንደሞ ተደመሮ
ኩሉ ነገሩ ርባሕ ዜሮ።

ቱሩፍ ዓፍራ ኮነ
ከም ዱርቃ በነ
ንኻልኣት ሞት ዝበየነ
ኩለናትናኡ ዝቑንቁነ
ዘይመክ`ምበር ማህመነ!

*ረድኢ መንግስትኣብ*
*ካብ ሆስፒታል ብርሃን ዓይኒ*

ፍኖተ–ህይወት

# ያቔብን ጠዓመን ድሕሪ 33 ዓመት

ዳንኤል እያሱ

ያቆብ ምስ ብጾቱ፡ ኣብ ዞባ ጋሽባርካ ንዘርከብ ልምዓታዊ ቦታታት ንምዕዛብ ብ9 ሚያዝያ 2021፡ ካብ ኣስመራ ናብ ከርከበት ተጓዕዙ። ኣብቲ ኢጋጣሚ ኣቐርደት ምስ በጽሑ፡ ናብ እንዳ ኣቶ ተስፋይ (ቤተሰብ ናይ ሓደ ካብ'ቶም ምስ ያቆብ ሓቢሮም ዝጓዓዙ ዝነበሩ) ንሓጺር ዕረፍቲ ኣላገሱ። ገጽ ኣቶ ተስፋይ ንያቆብ ኣይሓደሶን። ብጾቱ እናዕረፉ፡ ያቆብ ንኣቶ ተስፋይ ኣበይ ከም ዝፈልጦ ንምዝካር፡ ብሓሳብ ላዕልን ታሕትን በለ። "ስምዓኒ እንዶ ተስፋይ፡ ኣበይ ኢና ንፋለጥ፧" ዝብል ሕቶ ብምቕራብ ድማ ንኽሕግዞ ዓደሞ። ሓሳባት ብምልውዋጥ ኩሉ ክፋለጡሉ ዝኽእሉ ተኽእሎታት እኳ እንተፈተሹ መልሲ ግን ኣይረኸቡን። ድሕሪ ገለ ደቓይቕ ኣቶ ተስፋይ ብዘረባ ዘረባ ብዛዕባ ናይ ጓሉ መርዓ ኣብ ዘምጽኦ ዕላል፥ "ኣብ ማርያም ግቢ....:" እትብል ሓረግ ምስ'ልዓለ፡ ኣንፈት ዝረኸበ ያቆብ፣ "መዓስ ኢኻ ኣብ ማርያም ግቢ ኔርካ፧" ብምባል ንተስፋይ ካብ ዕላሉ ኮለፎ። ብ1988 ምዃኑ ናይ ተስፋይ መልሲ ምስ ሰምዐ ድማ፡ ኣብ ማርያም ግቢ ከም ዝፋለጡ ብምርግጋጽ፣ "እሞ ምስ በዓል ጠዓመ ኣርኢያ ኢኻ ተኣሲርካ ኔርካ፧" በሎ።

ኣብቲ ግዜ እቲ ጠዓመን ተስፋይን ብድህንነት ስርዓት ደርግ 'ኣስኮብላይ' (መንእሰያት ናብ ሻዕብያ ዝሰዱ) ብዝብል ጥርጣረ እዮም ተኣሲሮም። ጠዓመን ያቆብን ኣብ 'ካሜራ' ኣርባዕተ፡ ተስፋይ ድማ ኣብ 'ካሜራ' ሓሙሽተ ነበሩ።

መዓልታዊ ኣብ ሰዓታት ንግሆ ኣብ ዝነበረት ሓሙሽተ ደቒቕ ናይ ሽንቲ ግዜ፡ እሱራት ከካብ ካሜራታቶም በብተራ ንደገ ኣብ ዝወጽሉ፡ ሓንቲ ሰከንድ ኣብ ዘይትመልእ ግዜ፡ ተስፋይን ጠዓመን ብዛዕባ ንመርመራ ዝሃብዎ ቃል፡ ሓበሬታ ይለዋወጡ ነበሩ። ኣብ'ዛ ግዜ እዚኣ ድማ'የ ያቆብ፡ ንኣቶ ተስፋይ ዝርእዮ ዝነበረ።

ያቆብ፡ ኣብ ማርያም ግቢ ንእስታት ሰለስተ ወርሒ ድሕሪ ምእሳሩ፣ ንቤት ፍርዲ ቀረበ'ሞ ናብ ቤት ማእሰርቲ ሰምበል ሰገረ።

ያቆብ ናብ ቤት ማእሰርቲ 'ካርሸሊ' ዝኣተወሉ መዓልቲ ዓርቢ'ዩ ዝነበረ። ከባቢ ሰዓት 11:00 ቅድሚ ቀትሪ ካብ ገዛውቱ (ከባቢ ዕዳጋ ዓርቢ)፡ ዮሃንስ መዓሾ ካብ ዝተባህለ ዓርኩ ንዝተለቅሓ ካሴት ክመልስ ምስ ደቂ ገዛውቱ ንቸንትሮ (ከባቢ ፈሮቪያ) ኣቢሎም እናኸዱ፡ ኣደ ዓርኮም ዝኾና ወይዘሮ ህይወት ኣብ መንገዲ ይረኽብኦም። ወይዘሮ ህይወት ብርቡሽ መንፈስ፡ "እዋይ ኣነ ዘይርእዮ ዘይብለይ! ደርግን መንእሰያት ደልዩ ፈንፊን ይብል፡ ንሸኻትኩም ድማ ተኣኪብኩም እናና መጺእናካ ወሲደና፡ ትብልዎ ኣለኹም!፧ ድሕሪ ምባል፡ "እቲ ዓርክኹምከ ናበይ ኣሎ፧" ሓተታ።

ኣብቲ ዓመታት እቲ ደርጊ ኣብ ሽሹድሽተ ወርሒ መንእሰያት ኣብ 'ብሄራዊ ኣገልግሎት' ዝብሎ ናይ ምዕስካር መደብ ብግፋ የእቱ ነበረ። ኣብቲ ቕንያት፡ ጽንጽንታ ግፋ ብሄራዊ ኣገልግሎት ስለ ዝነበረ፣ ኩሉ እቲ ከይግፈፍ ዝሰግእ ካብ ትምህርቱን ስርሑን ኣቛሪጹ ይሕባእ ነበረ። ብላይ ተኸለኣብ (ወደን ንወይዘሮ ህይወት) ግዜ ኣብ ከምዚ ኩነታት ኣብ ዘለወሉ ንቤት ትምህርቲ ምኻዱ ወላዲቱ ኣዝየን ተረበሻ። ያቆብ፡ ሻቕሎተን ምስርኣየ፡ ናብ ቸንትሮ ናይ ምኻድ መደቡ ወዚፉ፡ ንብላይ ካብ ክላስ ንምውጻእ ናብ ቤት ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ይስሓቕ ተወልደመድህን ኣተወ። እንተኾነ መምህር ኣማሃጻዩን (ተሓጋጋዚ ርእሰ መምህር ናይ እታ ቤት ትምህርቲ)፡ ያቆብ ንብላይ ከዘራርቦ ኣይፈቐዱሉን። በዚ ድማ ምስ መምህር ኣማሃጻዩን ሓደ ክልተ ተበሃሃሉ። እቶም መምህር፡ "ታሰራኻ ኣርእየኒ" ኢሎም ምስ ሓተትዎ፣ ካብ ጅባኡ ኣውጽኡ ኣበላ'ሞ፡ መንጢሎሞ ናብ ቤት ጽሕፈት ርእሰ-መምህር ገጾም ከዱ። ያቆብ ድማ ደድሕሪኦም ሰዓቡ። ኣብ'ቲ ቤት ጽሕፈት ተኣኪቦም ዝነበሩ ሰባት ንያቆብ ከቢብዎ። እቶም ሰባት ኣብቲ ቅንያት እቲ ኣብ ቀጽሪ እታ ቤት ትምህርቲ ንዝነበተን ዝነበረ ናይ ሜዳ ፋምፍሌታት ብዝምልከት ዝተኣከቡ መለለዪ ክዳውንቲ ኢሰፓ ዝለበሱ፡ ካልኦት ብርከት ዝበሉን ሓለፍቲ ናይ እታ ቤት ትምህርትን እዮም ዝነበሩ። ናብ 'ካርሸሊ' ብምድዋል ድማ መንነት ያቆብ ከጻርዩሉም ተወከሱ። በዚ ድማ ያቆብ፡ ፖሊስ ተኸቢቡ፡ ንኻርሸሊ ተወሲደ።




ያቆብ፡ ፖሊስ ምስ ከበብዎ፡ ን24 ሰዓት


ድሕሪ 33 ዓመት ዝተራኸቡ ጠዓመን ያቈብን

ኣሲሮም ክፈትሑኒ ይኾኑ፡ ዝብል ገምጋም እኳ ነበሮ፣ ኣብ ጅባኡ እታ ናብ ዮሃንስ ኩብጽሓ ዝኸይድ ዝነበረ ካሴት ስለ ዝተረኽበት እቲ ጉዳይ ተጋፈሐ። እታ ካሴት ምስ ተረኽበት፡ ኣብ ገጽ ያቆብ ናይ ስንባድ ስምዒት ተራእየ፣ ነዚ ዘስተብሃለ ፖሊስ፡ "ናይ ምንታይ ካሴት እያ፡" ምስ ሓተተ፣ ያቆብ፡ "ናይ ኤፍሬም ታምሩ ኢያ፡" ኢሉ መለሰ። እንተኾነ ናይ የማነ ጉብረሚካኤል ባርያ 'ዘመን' ዘርእስታ ካሴት እያ ዝነበረት። ሰዓታት ፋዱስ ኣቢሉ ስለ ዝነበረ፡ እቲ ተረኛ መዝጋቢ ፖሊስ፡ ነታ ካሴት ኣብ ጅብኡ ብምእታዉ፡ ንቶም ዋርድያ፡ "ድሓን ይእትውዎ ጥራይ፡ ድሓር ክንሰምዓ ኢና፡" በሎም።

ኣብቲ ኣጋጣሚ፡ ሓደ ዕቱብነት ዝጎድሎ ወዲ ገዛውቱ ንያቆብ ካብ ማሕቡስ ይፋኖ ነበረ'ሞ፡ ነታ ኣጋጣሚ ከም ጽብቕቲ ዕድል ዝርኣያ ያቆብ፥

እዘን ጫማይ ንገዛ ተማልኣየን፡ ተኣሲረ ከም ዘለኹን ናይ ባርያ ካሴት ኣብ ጅባይ ምጽንሐን ድማ ንስድራ ሓብሮም። ነታ ካሴት፡ ዝግበር ጌሮም ካብ ኢድ እቲ መዝጋቢ ፖሊስ የውጽእዋ። ቅያራ ድማ ናይ ኤፍሬም ታምሩ ይሃብዎ፡ ዝብል ቅጽበታውን ናይ ዓቕሊ ጽበትን መልእኽቲ ሃቦ።

እንተኾነ ኣይግዳዱ ነተን ጫማ ሸይጡ ንመስተ ገበረን።

ያቆብ፡ ኣብ'ታ ዝተሓበሰላ መዓልቲ ድሕሪ ቀትሪ፡ "እዚ ካሴት ናይ ሻዕብያ እዩ፣ ካበይ ኣምጺእካዮ፧" ዝብል ሕቶ ብመርማሪ መጾ። "ሓደ ሰብ እዩ፡ ናይ ኤፍሬም ታምሩ ካሴት ሃበኒ ምስ በልክዎ ሂቡኒ፡" ድማ መለሰ። ናይ ውሃቢ መንነትን ኣድራሻን ምስ ተሓተተ ግን ክሳብ ቀዳም እትሓልፍ "ኣይፈልጦን እየ" በለ። እታ ካሴት ዘለቅሖ መንእሰይ፡ ዮሃንስ መዓሾ፡ ቀዳም ንኣዲስ ኣበባ ብምኻድ ናይ ዓዲጥልያን ቪዛ ክጉብር ቆጸራ ከም ዝነበሮ ያቆብ ይፈልጥ ነበረ። እታ ናይ ቀዳም ነፋሪት ምስ በረረት፡ እሞ ድማ ማህረምቲ ምስ በርትዖ፡ ስምን ኣድራሻን ውሃቢ ካሴት ሓበረ። እቲ መርማሪ ድማ፡ ንያቆብ ፖሊስ ኣሰንዩ ናብ ገዛውቲ እንዳ ዮሃንስ (ቾንትሮ) ልኣኾ። ኣብ'ቲ ገዛውቲ ምስ በጽሑ እቶም ፖሊስ ንሓደ ኣኪለ ዝተባህለ ናይ ቀበሌ ተለኣኣኺ ብምርካብ ገዛ እንዳ ዮሃንስ መዓሾ ክሕብሮም ተወከስዎ። "ሎሚ ንኣዲስ ኣበባ ኪይዱ፡" ዝብል መልሲ ድማ ሃቦም። ፖሊስ፡ ንያቆብ፡ "እሞ ንኽሃድም ኢኻ ክትተሓባበሮ ቀኒኻ፡" ብምባል፡ ድሕሪ ምቕጥቃጥ፣ ንዝለዓለ ምርመራ፡ መጀመርታ ናብ "ወንጀል ምርመራ ክፍለ ሃገር" (ብዳሕረዋይ ገጽ ካርሸሊ ዝርከብ)፡ ካብኡ ድማ ናብ ማርያም ግቢ ወሰድዎ።

ስድራቤት ያቆብ፡ ብሞት ወላዲኡ ኣቶ ጉብረመድህን ኣብ ውዑይ ሓዘን እኳ እንተነበሩ፣ ህይወት ያቆብ ንምድሓን ላዕልን ታሕትን ብምባል ኩሉ ዝከኣል ገበሩ። በዚ ድማ ኣብ ቤት ፍርዲ ቀሪቡ 'ብዘይፍላጡ ዝተቐበላ ካሴት' ብዝብል ምኽኒት ድሕሪ ናይ ሓደ ሰሙን ናይ ሰምበል ማእሰርቲ፡ ካብ ማሕቡስ ብዋሕስ ክፋኖ ተወሰነ። ካብ ቀጽሪ ቤት ማእሰርቲ ሰምበል ወጺ፣ ይኹን እምበር፡ ኣባላት ማርያም ግቢ፡ ንሓድሽ መርመራ የድልየና ኣሎ ብምባል ናብ ቤት ማሕቡስ ማርያም ግቢ መለስዎ። ናብ'ታ ዝነበራ 'ካሜራ' ድማ ተመልሰ፡ እንተኾነ ንጠዓመ ኣይረኸቦን። ድሕሪ ናይ ሸውዓተ ወርሒ ተወሳኺ ማእሰርቲ ድማ ካብ ማርያም ግቢ ወጸ፡ ድሃይ ጠዓመ ግን ኣይነበሮን።

ያቆብ ድሕር'ዚ ናብ ስደት ኣምርሐ። ንኣስታት ሰላሳ ዓመት ድማ ኣብ ዓዲ እንግሊዝ ክቕመጥ ጸንሐ። ኣብ'ዚ ዘመነ-ኢንተርኔት ያቆብ፡ ጠዓመ ብህይወት እንተሎ ንምፍታሽ "ጠዓመ ኣርኣያ" ዝብል ስም ኣብ ገጻት ማሕበራዊ መራኸቢታት ምፍታሽ ብተደጋጋሚ ዘዘውትሮ ዕዮኡ ነበረ። እንተኾነ ካብ ዝመጽእ ዝርዝር ኣስማት ጠዓመታት፡ ነቲ ዝደልዮ ጠዓመ ክረኽቦ ኣይክኣለን። ዕለት 9 ሚያዝያ 2021 እያ ነቲ ግድል ዝፈትሓቶ፣ ንኣቶ ተስፋይ ድሃይ ጠዓመ ምስ ሓተቶ፡ ኣብ ኣቑርደት ይነብር ምህላዉ ሓበሮ። ያቆብ ንጠዓመ ብኸመይ ክረኽቦ ከም ዝኽእል ክሓትት ግዜ ኣይወሰደን። ተሌፎኑ ድሕሪ ምርካብ ድማ ብቕጽበት ብምድዋል ድምጺ ጠዓመ ሰምዐ። እታ መጀመርያ ዘቕረበሉ ሕቶ "ኣብ ማርያም ግቢ ምሳኻ ካብ ዝነበሩ ንመን ትዝክር፧" እትብል ነበረት። ጠዓመ ብወገኑ፡ ኣብ ካልኣይ ታርታ፡ "ንያቆብ ወዲ ዕዳጋ ዓርቢ፡" መለሰ። "በል ያቆብ እየ፡ ኣብ ኣቑርደት ኣብ እንዳ ተስፋይ ኣለኹ፡" በሎ። ጠዓመ ስርሓት ሕርሻኡ ገዲፉ ብጉያ መጸ፡ ቀምሸ ዓረቡ ጌሩ ድማ ኣብ ቅድሚ እቶም ኣርባዕተ ኣጋይሽ ምስሊ ያቆብ ንከለሊ ደው በለ። ያቆብ፡ ካብ መቐመጢኡ ሓፍ ብምባል ቆቢዑ ድሕሪ ምውጻእ ድማ፣ ተሓናኒቖም ተሰዓዓሙ።

ነዚ ናይ ምርኻቦም ኣጋጣሚ "ሕልሚ እዩ" ዝበሎ ጠዓመ፡ ብወገኑ ብዙሕ ግዜ ኣስመራ ናብ ዝገሸሉ፣ ድሃይ ያቆብ ንምሕታት ኣብ ከባቢ ዕዳጋ ዓርቢ ከም እተንቀሳቐሰ ይገልጽ። "ያቆብ ብዘይካ'ቲ ንእሽቶይ ምንባሩን ሕዉስ ባህያቱን፡ ጥበቡ'ውን ወትሩ ንኽዝክሮ ይሕግዘኒ ኔሩ፡" ብምባል ድማ፡ "ኣብ'ቲ ናይ ጭንቂ ቦታ ማርያም ግቢ፡ ካብ ጭርምራም ባኮ ሽጋራን ካብ ናይ መወልዒ ክርቢት ሕብሪ (ብጥፍጣፉ እናተርከሰ) ዝሰርሓልና መዘናግዒ ካርታ፡ ዝርሳዕ ኣይኮነን፡" ይብል። "ብፍላይ ነቶም ካብ ርሑቕ ዝመጺእና እሱራት፣ 'ኮሎክዮታት' ብዓል ኣደይ ምንያ (ኣደ ያቆብ) እዩ፡ ካብ ጽንኩር ግዜ ኣሕሊፉና፡" ድማ ይብል። " ዘይሞተስ ይረኽብ፡ ከም ዝብልዎ ድማ ድሕሪ 33 ዓመታት ገጽን ግንባርን ተራኣኢና፡" ብምባል ድማ ዘረባኡ ይድምድም።

ሕብረተሰብ

# ዊንታን ፍትሓውን
# ተፋትዮም ደዮም ተፋቒሮም?

ኣብ ሞንጎ ምፍቓርን ምፍታውን ዘሎ ፍልልይ ግሉጽ ኣይኮነን። ኣነ`ውን ነዚ ኣነጺረ እፈልጦ'የ ኢለ ኣይተኣማመንን። እንተኾነ፡ በቲ ዝመስለኒ ብዛዕባ'ዘን ክልተ ቃላት ገለ ክብል'ሞ፡ ናብ ክትዕ ክልተ ሰባት ወድን ጓልን ክምርሓኩም።

ምፍታው ትሑት ዝዓቐኑ፡ ምፍቓር ግና ዝያዳ ሓይሊ ዘለዎ ገይሮም ዝወሰድዎ ሰባት ዉሑዳት ኣይመስለንን። ካብ ናይ`ዚኣቶም እተፈልየ ርእይቶ እዩ ዘሎኒ። ሽሕ'ኳ ንኽልቲኦም ቃላት ብንጹር ዘይንጥቀመሎም እንተኾንና፡ ኣብ መንጎኦም ዘሎ ፍልልይ እተሓለወ እዩ። ምፍታው፡ ብምኽንያት ዝስዕብ ኸንነት ክኸውን ከሎ፡ ምፍቓር ግና ብዘይ ግሁድ ምኽንያት'ዩ ዝመጽእ። ንሓደ ሰብ ብጠባዩ፡ ብኣተሓሳስብኡ፡ ብስነስርዓቱ ትፈትዎ። ንመፍተዊኻ ምኽንያት ኣሎካ። እተን እትፈትወን ጠባያቱ ምስ ዝቐየራ፡ ወይ ድማ ሓቂ ከይኮና ምስ ዝጸንሓ፡ ምፍታውካ ተቋርጽ። ብኻልእ ሸነኽ ግና ንሓደ ህጻን ጠባዩ ይኽፋእ ይጸብቐ፡ ኣተሓሳስብኡ ምሳኻ ይሰማማዕ ኣይሳማማዕ ብዘየገድስ ተፍቅሮ። ስለምንታይ ተፍቅሮ? ህጻን ብምዃኑ። ኑቲ ቖልዓ ንሱ ብምዃኑ ጥራይ ተፍቅሮ። ከምኡ ድማ ንስድራኻ ጠባያቶም ብዘየገድስ ተፍቅሮም።

ምፍታውን ምፍቓርን ነናይ ገዛእ ርእሶም (ዝኾኑ) ደረጃታት ኣለዉዎም። ንሓደ ብዕላሉ ትፈትዎ፡ ብገለ ጠባያቱ ግና ኣይትፈትዎን። ድምር ናይ ባህርያቱ ሓደው ኣጸቢቕካ ወይ ድማ ብመጠኑ ንኽትፈትዎ ይድርኸኻ። ፍቕሪ ድማ ከምኡ፡ ንሰባት ሰባት ብምዃኖም ጥራይ ተፍቅሮም። ንኣሕዋትካ ድማ ዝያዳ ተፍቅሮም። ወይ ከኣ ንማንም ቆልዓ ተፍቅር፡ ንውላድካ ወይ ድማ ሲጋኻ ንዝኾነ ቆልዓ ዝያዳ ተፍቅር። ስለዚ ድማ ምፍታውን ምፍቃርን ነናቶም መስመራት ዝኸተሉ ንሓድሕዶም ከተወዳድሮም ቁሩብ ዘጸግሙ እዮም። ፈላሊና ንርኣዮም ደኣ'ምበር ናይ ክልቲኦም ምትሕውዋስ ህሉው እዩ። ብጠባዩ ንእተፈትዎ ዓርክኻ ኣይተፍቅሮን'ዶ? ንእተፍቅራ ብጸይትኻ'ኸ ኩሉ ነገራ፡ ጠባያ ኮነ ኣተሓሳስብኣ ቁምነገራ ኣይትፈትወላን'ዶ?

እዚ ካብ በልና፡ ብዛዕባ ምፍታውን ምፍቃርን ኣብ መንጎ ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ገለ ክነልዕል። ክልተ ኣንጻር ዝጾታኦም ውልቀ-ሰባት ኣብ መንጉኦም ብዕርክነት (ብምፍታው ፍቕሪ ዘይተሓወሶ) ርክብ ገይሮም ክቕጽሉ ይኽእሉ'ዶ? ሓንቲ ጓል (ሓደ ወዲ) ንፍቕሪ ዝኸውን ሰብ፡ ንዕርክነት (ንምፍታው) ዝኸውን ሰብ፡ ፈላልያ/ዩ ክትፈልጥን ክትቕጽልን (ኪፍለጥን ኪቕጽልን) ትኽእል'ዶ? (ይኽእል'ዶ?) "ንሕውነት" ኢልካን "ንፍቕሪ" ኢልካን ዝፈላለ ርክብ እንታይ እዩ ፍልልዩ? ብሓቂ ኣሕዋት ዘይክንስኻ ከም ኣሕዋት ኴንካ ክትቕጽል ትኽእል'ዶ?



ዊንታ እትብሃል ጓልን ፍትሓዊ ዝስሙ ወድን ኣዕሩኽ እፈልጥ። ነዞም ክልተ ሰባት ካብ ዝፈልጦም ዝያዳ ክልተ ዓመት ኣሎኒ። ኩሉ ግዜ ብሓደ ክዞሩ፡ ክዕልሉን ክስሕቑን ስለዝርእዮም ኣብ መንጎ ክልቲኦም ብዘሎ ዝምድና ፍቕሪ ይኹን ካልእ ቅዱስ ቅንኢ እስመዓኒ ነይሩ። "ሕጂ'ኸ?" ኢልኩም ትሓቱ ትኾኑ። ሕጂ'ሞ እንታይ ክስመዓኒ ከምዘለዎ ጠፊኡኒ'ዩ ዘሎ። "ስለምንታይ?" ከኣ ትብሉ ትኾኑ። ስለምንታይ እሞ ብሓደ ክንርእዮ ኢና። ብመጠኑ ንምብራህ ግና እዞም ጽቡቕ ርክብ ዘለዎም ሰባት በዚ ናይ "ምፍታውን" "ምፍቓርን" ዝበሃሉ ስምዒታት ፍልልይን ዝምድናን ኣይተሰማምዑን።

ፍትሓዊ፥ "እዚ ዕርክነትና ፍቕራዊ ስምዒት እውን ስለዘለዎ፡ ክልቴና ከምዚ ሕጂ ተሰማሚዕና ብሓደ እንኸዶ ዘሎና ብቓል ኪዳን ተኣሳሲርና ጽቡቕ ሂወት ክነሕልፍ ንኽእል ኢና" በሃላይ እዩ።

ዊንታ ብወገና፥ "ኣይፋል" ትብል። ምፍታውና ካብ ዕርክነት ሓሊፉ ናብ ፍቕሪ ክኸይድ ወይ ድማ ክቕየር ኣይክእልን'ዩ። ምፍታውና ብሕውነት ኮይኑ ክንየው እቲ ፍቕሪ ዝበሃል ስምዒት ክኸውን ይኽእል'ዩ ትብል'ሞ፡ "ዝኾነ ኮይኑ ኣእምሮይ ወይ ድማ ልበይ (ብልቢ ዝፍቀር እንተደኣ ኾይኑ) ሓንሳብ ከም ሓወይ ገይሩ ስለ እተቐበሎ፡ ናብ ካልእ ቅርጺ ክልውጦ ይጽግመኒ'ዩ ኢላ መበገሲ ሓሳባ ትድምድም።

እዞም ክልተ ሰባት ነዚ ምስምማዕ ስኢኖሙሉ ዘለዉ ኣረኣእያታት ኣልዒሎም ምስ ኣዕለሉኒ፡ ኣብ ርክብ ብዙሓት መንእሰያት ዝርአ ጸገም ብምዃኑ፡ ኩሉ "ንኽሰምዖ" ክቕርቦ ተደረኽኩ። ዊንታን ፍትሓውን ካብዚ ቀጺሎም ርእይቶታቶም ብመልክዕ ደብዳበ ክገልጹ'ዮም። ብዛዕባ ርእይቶ ነፍስወከፎም ድማ ንሓቅነቱ፡ ርትዓውነቱ፡ መሳጥነቱ ኮነ ካልእ ጎድንታቱ ዝምልከት ጽሑፍ ካብ ዝኾነ ነባቢ ንጽበ።

እተፈተኻ ፍትሓዊ፥

ብዛዕባ ትማሊ እተዘራረብናሉ ጉዳይ ኣስፊሐ ክጽሕፈልካ ኮነታትካ ደሪኹኒ። ኣረዳድኣይ ካብ ናትካ እተፈልየ ብምዃኑ ጥራይ ከይትርሕቀኒ፡ እቲ ካብ ውሽጠይ ዝጸምኦ ዕርክነትካ ከይትነፍገኒ

ብሓቂ'የ ዝሰግእ። እስከ ሕጂ ንእዋኑ ስምዒትካ ረሲዕካ ኣረኣእያይ ክትርደኣለይ ፈትን።

ፍትሓዊ ሓወይ፡ ናብቲ ቀንዲ ቁምነገረይ ክኣቱ። ኣነ ብዝኣምኖን ብዝፈልጦን ኣብ መንጎ ደቂ ተባዕትዮ ደቂ ኣንስትዮን ክልተ ዓይነት ርክብ እዩ ክህሉ ዝኽእል። እዚ ድማ ዕርክነታዊ (ሕውነታዊ) ምፍታው፡ ወይ ድማ ፍቕራዊ ርክብ እዩ። ኣብ ሞንጎ ክልቲኡ ድማ ንጹር ፍልልይ ኣሎ። ብሕውነት ዝጀመርካ ርክብ፡ ናብ ፍቕሪ ክልወጥ ኣይክእልን እዩ። ፍቕሪ ብፍቕሪ እዩ ክጅመር ዘለዎ። ዕርክነት ዓብዩ ናብ ፍቕሪ ይልወጥ'ዩ ዝብል እምነት የብለይን።

ድሓር ከኣ ከምቲ ኣብ ሞንጎ ደቂተባዕትዮ ንሓድሕዶም ይኹን ኣብ ሞንጎ ደቂኣንስትዮ ንሓድሕደን ዝህሉ ዓይነት ምቅርራብ፡ ኣብ ሞንጎዞም ክልተ ጾታታት ክፍጠር ከምዝከኣል ክፍለጥ ኣለዎ። ብኣንጻሩ ድማ እቲ ፍቕራዊ ዓይነት ርክብ ብዓብላልነት ከምዘሎ ኣይክሕዶን እየ። እንተኾነ ብሕውነት ዓይነት ርክብ ጀሚርካ ደሓር ናብ ፍቕሪ ገጽካ ምምራሕ ግን ቁሩብ ክሕደት ዘለዎ ኮይኑ ይስመዓኒ። ምኽንያት ናይ`ዚ ድማ ኩሉ ግዜ ኣብ መንገድኻ ሓደ ዝዓግተካ ነገር ኣሎ ኢለ ስለዝኣምን እየ። እዚ ኸኣ ሓንሳብ ወዲተባዕታይ ይኹን ጓልኣንስተይቲ ኣብ ልዕሊኡ/ኣ ዝኾነ ዓይነት ስጉምቲ (ጾታዊ ርክብ ) ምፍጻም ከም ምስ ሓውኻ ወይ ምስ ሓፍትኻ ትፍጽም ዘለኻ ዓይነት ስለዝኾነ፡ ናይ መንፈስ ምርባሽ ዘስዕብ ኮይኑ እስመዓኒ። ብተወሳኺ ደጊም ከዘኻኽረካ ዝደሊ፡ ከምቲ ብዕርክነት እተቐራረብኩም ደቂ ተባዕትዮ ንሓድሕዱኩም እትገብርዎ፡ ጓለንስተይቲ ሓፍትኹም እውን ኣብ ኩሉ ምስጢራትኩም፡ ጸገማትኩም ኮነ ራህዋኹም ተካፋሊት ክትከውን ትኽእል እያ።

ስለዚ ፍትሓዊ ሓወይ፡ ጓለንስተይቲ ብምኽንያይ ጥራይ ካብቲ ምሳኻ ዘለኒ ዕርክነት ከተግልለኒ ኣይትፍቶ። ክልቴና ብጠባይናን ብኣተሓሳስባናን ኣዚና ንሰማማዕ ፍጡራት ምዃንና እፈልጥ።

ኢጋጣሚ ንስኻ ወዲ፡ ኣነ ድማ ጓል ምዃነይ መሓዙት ክንከውን ኣይንኽእልን ማለት ኣይኮነን። በጃኻ እዚ ዕርክነትና ክሳብ ክንደይ ከም ዝብህን  ዘኪርካ ከም ናይ ቅድምና ክንራኸብ ግዜ ምርኻብና ከይተንውሖ እምሕጸነካ።

እዚ ክብለካ ከለኹ፡ ገለ ሕቶታት ኣብ ኣእምሮኻ ይመጽእ ይኸውን። ንኣብነት ኣነ ከም ትፈልጠኒ ብዙሓት ኣወዳት ኣዕሩኽ (መሓዙት) ኢኹም ዘለኹምኒ። ኣነ ብዘይፈልጦ ምኽንያት ተስዓ ካብ ሚእቲ ኣዕሩኽተይ ኣወዳት ኢኹም። ምናልባት ኣብ ትምህርቲ ስለ ዝግደስ፡ ላዕለዋይ ትምህርቲ ድማ ብኣወዳት ስለእተዓብለለ ይኸውን። ዝኾነ ኾይኑ ምስ ኣወዳት ክኸውን ይፎኽሰኒ እዩ። እዚ ክብለካ ከለኹ ግና ክሳብ ሕጂ ምስ ዋላሓደ ወዲተባዕታይ ፍቕራዊ ርክብ ከምዘይገበርኩ ክትኣምነኒ እነግረካ። ኣብዚ ግዜ'ዚ እውን ብኸምኡ ዝጽበዮ ዘለኹ ሓደ'ኳ የብለይን።

ኣብ ናይ ትማሊ ዕላል (ክትዕ'ውን ክትብሎ ትኽእል ኢኻ፡ ምትሕርራቕ ደኣ ኣይነበሮን እምበር) "ንኸይተፍቅረኒ ገለ ዝኽልክለኒ ምኽንያት ክህሉ ኣለዎ" ዝበልካኒ ብዘይካ`ቲ ኣባኻ ዘሎኒ ሕውነታዊ ኣኽብሮት ካልእ ከምዘይኮነ እመነለይ። ትርኢትካ ዝጸልኦ ኣይምሰልካ። ኣረ ከይትኾርዕ'ምበር ጽቡቕ ኄንካ ኢኻ ትረኣየኒ። ቁሩብ ግና ምሳይ ትመሳሰል ኄንካ ትስመዓኒ። "ሰብ ንሰብ ይመስል" ዝብል ምስላ'ዶ ኣዘኪረካ። ኣብ ቁም-ነገር ዋዛ ምሕዋስ ድማ ንስኻ ኢኻ ኣላሚድካኒ።

ሓንቲ ነገር ድማ ኣይትረስዕ፥ ኣብዚ ግዜ'ዚ ካብ ኩሎም መሓዙተይ ኣቕሪበ ዝፈትዎ ንስኻ ኢኻ።

ብሓቂ ትፈትወካ ሓብትኻ ዊንታ ተ.

ዝኸበርኪ ዊንታ፥

"እተኸበርኪ ዊንታ" ኢለ ክጅምር ሓሲበ'ስ፡ ኣብ ኣናብባኺ ንገለ ፊደላት ብምትራር ጌጋ ትርጉም ከይትህብዮም ሰጊአ። ኣይተኸበርክለይን ደሓን። ሓቂ ዝበልክዮ ኢኺ ገሊጽክለይ ኢለ እየ ዝኣምን። እቲ ዝኣመንክዮ ስለ እትኾርዕሉ ግና ክብርቲ (ዕብይቲ) የምስለኪ ይኸውን። ሓውሲ ዋዛ እየ ከጻውየኪ ጸኒሐ። ኣብ ጽሑፍኪ ደጋጊምኪ ከምዝገለጽክዮ፡ ዕርክነትና ክቛረጽ ድሌት ከምዘይብልኪ እዩ። ኣነ'ውን ዝያዳ ናትኪ'ኳ ደኣ እንተዘይኮይኑ ርክብና ክቋረጽ ባህጊ የብለይን። እቲ ርክብ'ቲ ዝያዳ ነባርን ፈራዩን ክኸውን ካብ ዘለኒ ሃንቀውታ ተበጊሰ'የ ብዛዕባ ዝምድናና ዘልዓልኩልኪ። ከምቲ ኣነ ዝደልዮ ዓይነት እንተ ደኣ ዘይኮይኑ ርክብና ክቋረጽ ኣለዎ ዝብል እምነት የብለይን። እቲ ብሕጂ ዝህንጠዮ ዘለኹ ዓይነት ዝምድና ፍቕሪ ካብ`ዚ ናይ ሕጂ ዘሎና ርክብ (ዝምድና) እዩ ዝውለድ ኢለ ስለዝኣምን፡ ዉሉድ ደልየ ንወላዲ ምቕታል ልቦና ምስኣን ኮይኑ እስመዓኒ።

ካብቲ ዘሕዝነኒ ነገር፡ ዝኾነ ነጥቢ ኣልዒልኪ፡ መርትዖታት ከተቕርቢ ከለኺ፡ ኣንጻር'ቲ ሃንቀውታይ እውን እንተኾነ፡ ኣተሓሳስባኺ ኣዝዩ እናሓጎሰኒ መመሊሰ ናብቲ ናይ ምፍቓር ስምዒተይ እጥሕል ምህላወይ እዩ። ዘልዓልክዮም ነጥብታት ዘሐጉሱን መሰጥትን እዮም። ምሉእ ብምሉእ ሓቅነት ኣለዎም ግና ክብል ኣይክእልን። ትሕስዊ ኣለኺ ማለተይ ኣይኮነን፡ ግና ክሳብ ክንደይ ዝኣክልዩ ስምዒታትና ንዓና ግሉጽ ክኸውን ዝኽእል? እኒ ፍርሂ፡ ልምዲ፡ እምነት ንውሽጣዊ ስምዒትና ኣይክውልዎን'ዶ?

ዊንታ ሓብተይ፡ ርክብና እንቋዕ ሕውነታዊ ኮነ። ኣነ'ውን ብሕውነት እምበር ብጽልኢ ኣይመጻእኩን። ኣብ ልዕሊ ፍቕራዊ ርክብ ጽልኢ ዘሎኪ ትመስሊ። ጽሑፍኪ ከምኡ እዩ ዝእምት። "ብሕውነታዊ ዓይኒ ዝጠመትካዮ(ሰብ) ኣብ ልዕሊኡ ዝኾነ ዓይነት..." እንታይ ኢኺ'ኺ ዝበልክዮ?

"ስጉምቲ?" ኣብ ልዕሊ ጾታዊ ርክብ ዘሎኪ ፍርሂ ተገንዚበዮ ኣለኹ። ከየትርረልኪ ደኣምበር ንፍቕሪ ዝሓተትኩኺ ምሳኺ ጾታዊ ርክብ ክፍጽም ስለዝደለኹ ኣይኮነን። ከም ቀንዲ ነጥቢ ገይረ'ውን ርእየዮ ኣይፈልጥን። ብኸምኡ ኸኣ'የ ክልተ ዓመት መመላእታ ብሓደ ክንዘውር ኣብ ኣካላዊ ምቅርራብ ዘየድሃብኩ። ኮነ ኢለ ዝቆጻጸሮ ዝነበርኩ ጉዳይ ኣይኮነን። እቲ ዝነበረና ናይ መንፈስ  ሓሳብን ምውህሃድን ግና ንኹሉ ኣረሲዑኒ ... ድሕሪ ክልተ ዓመት ነቒሐ እንተኣስተብሃልኩ፡ እታ ዝያዳ ኹሉ ሰብ ንዓይ እትርድኣንን እትቐርበንን ብጻይቲ ንስኺ ምዃንኪ ተገንዚበ። ከይተፈለጠና ካብ ተቛረንናስ በቲ ኹሉ ሰብ ዝገብሮ ርክብ (ቃል ኪዳን ክኸውን ይኽእል) ዘይነደልድሎ በልኩ። ነዚ ግና እንታይ ኢኺ ትብልሉ ዘለኺ?

መቸም ኣነ ምሳኺ ተኻቲዐ፡ ንስምዓትኪ ክቕይሮ እኽእል'የ ዝብል

እምነት የብለይን። እንተኾነ ነቲ ሓቅታት ብሓደ ኳንና ክንርእዮ ንፈትንዮ፡ ሽዑ እቲ ውሽጠኣዊ ስምዒትኪ እንተተጋህደልኪ ኣይፍለጥን።

ከመይ ኢልና ከምእተፋለጥናን ከምእተቐራረብናን እስከ ምልስ ኢልና ንርኣዮ። ብሓደ ስለ ንሰርሕ ወይ ብሓደ ስለንምሃር ኣይኮንናን ተፋሊጥና። ብዝፈልጡኺ ኣወዳት እየ ኣጋጣሚ ተላልየኪ። ከመይ ኢልና ኣብ እተረሓሓቐ ቦታ እንርከብ ክንስና ኣብዚ ግዜ'ዚ ኣዚና ተቐራሪብና? ስለምንታይ ኣብ ሰሳልስቲ ንነፋፈቕ? ብኣይ ወገን እቲ ንዓኺ ዝስመዓኒ ናፍቖት፡ ካብ'ቲ ነቶም ኣወዳት ኣዕሩኽተይ ዝስመዓኒ ይፍለ እዩ። ናትኪ'ኸ ሓደ ሓደ እዋን ክሓቑፈኪ ከለኹ ጓል ዝሓቖፈትኪ ኮይኑ'ዶ ይስመዓኪ? እቲ ዝያዳ ኹሉ ጎሊሑ ዝረኣየኒ፡ ወዲ ተባዕታይ ምዃነይ እዩ። ጾታዊ ፍልልይና ኣብ ሞንጎና ንዘሎ ርክብ እንሓንሳእ ከም ዓጋቲ እንሓንሳእ ድማ ሓላዊ ኮይኑ ከምዝሰርሕ ጉሉሕ እዩ። ብሒትና ኣብ እነዕልለሉ እዋን፡ ብፍላይ ብትግርኛ ኣብ እንረዳድኣሉ፡ እቲ ሰዋስው ንርእሱ (ኣታ፡ ኣቲ) ኣብ ነፍስወከፍ ምልልስ ጾታዊ ድልልይና የዘኪረና እዩ። እሞ ዊንታ፡ ጾታዊ ቦታይ ትዝንግዕዮ ኢኺ ማለት ድዩ? ወድን ጓልን ብፍቕሪ ጥራይ ኣይኮኑን ዝቀራረቡ ኢልኪ። ሓቂ ከኸውን ይኽእል'ዩ። እቶም ዝያዳ እትቐርብዮም ኣወዳት ግና ምልኩዓት ኮይኖም ይረኣዩኒ ኣለዉ። ትርኢት ኣብ ምቅርራብ ዓቢ ግደ ከምዘለዎ ትኣምኒ'ዶ? ዝበዝሑ ኣዕሩኽትኺ (ኣረ ተስዓ ካብ ሚእቲ ኢኺ ኢልክዮም) ኣወዳት ምዃኖም ንርእሱ ናይ ጥዕና ኮይኑ ኣይስምዓንን። ንስኺ ብዘይ ትፈልጥዮ ስምዒት ድኣ ባህርያዊ ፍሉይነት ኣወዳት ይስሕበኪ ከይህሉ?

ትፈልጢ'ዶ ገለ ጽቡቓት ነገራት ኣዝዮም ስለዝዓብዩና ከምእንፈርሖም? ንኣብነት፡ ኣይግበረልኪ ድኣ'ምበር፡ "ባዕልኺ እትውንንዖ ዓባይ ጀት ጽባሕ ንግሆ ክትወሃበኪ እያ" እንተትበሃሊ፡ ብፍርሂ ድቃስ ዘይብልኪ ምሓደርኪ። ምናልባት ድኣ እዚ ርክብና ኣዝዩ ስለዝጸበቐ ጭንቂ ዘስተማቕር ክፍሊ ሓንጎልኪ፡ ንዝያዳ ምጽባቑ ይሕስድ ከይህሉ? እዚ ሓሳብ'ዚ ኣዝዩ እተጋነነን ግጉይን ኮይኑ እንተረኺብኪዮ ናይ ምግማት መሰለይ እተሓለወ ምዃኑ ዘክሪ። ግምት ብምሃብ እየ ክሕግዘኪ ጸኒሐ።

"ፍቕሪ ብፍቕሪ እዩ ክጅምር ዘለዎ" ዝበልክዮ ካብ ምግራም ሓሊፉ ሻቕሎት ኣሕዲሩለይ። ንሰብ ርእይ ምስኣበልክዮ ከተፍቅርዮ ኣሎኪ ማለት ድዩ? ብምንታይ ኢኺ ከተፍቅርዮ? ብትርኢቱ? ብኽዳኑ? ብማኪናኡ? እስከ ንገርኒ ዊንታ። እቲ ንፍቕሪ ዝኸውን ሰብ ኣበይ ኢኺ ክትረኽብዮ ዘሎኪ? ኣብ ህዋሳትኪ ጥራይ ድዩ ሰፊሩ ዘሎ? ኣብ ዝመጽእ ግዜ ምስ ተመርዓኺ (እንተተመርዒኺ እዩ) ምስ ሰብኣይኪ ብፍቕሪ ጥራይ'ዶ ትነብሪ ይመስለኪ?

ብዙሕ ሓቅታት ዘክሪ - ኣነ ሓውኺ ኣይኮንኩን፡ ናይ ስጋ ዝምድና ድማ የብልናን። ኣሕዋት ከኣ ክንከውን ኣይንኽእልን ኢና፡ ዋላ እንተኣወጅናዮ። ከምዚ ዝበልናዮ ኳንና ነዊሕ ክንጸንሕ ኣይንኽእልን ኢና። ኣብ መንጎና ሰባት ክመጹ እዮም። ሰብኣይኪ ንዓይ ከም ምንታይ ክርእየኒ እዩ? ሰበይተይ'ከ ንዓኺ? ኣብ'ዚ ግዜ'ዚ ኸኣ ክልቴና ክንፈላለ ኣይንደልን ኢና . . .

ሽግር'ዩ ዊንታ ሽኮር። እስከ ነብስኺ መርምሪ'ሞ ገለ ሙብርሂ እንተረኺብኪ ጽሓፍለይ። ብኣካል ክንራኸብ ከለና ግና ብዛዕባ'ዚ ኣርእስቲ'ዚ ከይተልዕልለይ። ሻሂ ምስታይ ድማ ግዴኺ'ዩ ዘሎ።

ክሳብ ንራኸብ፡ ሰላም።

ፍትሓዊ ኣ.

**ዊንታን ፍትሓውን ጌና ክትዖም ዝወድኡ ኣይመስሉን። ፍትሓዊ ካብ ዘረባ ሓሊፉ ኣብ ተግባራቱ'ውን ቁሩብ ስምዒቱ የንጸባርቕ ምህላዉ ገሊጻትለይ፡ ዊንታ። ከምቲ ንሳ ዝሓበረትኒ እንተደኣ ኮይኑ፡ ከም ቀደሙ ግርህ ኢሉ ስልኪ ምድዋልን ገዛ ምምጻእን ኣቋሪጽዎ። ንሳ ምስ እትድውለሉ ድማ ግዜ ኣናዊሑ ቆጸራ ይገብረላ። ኣብኡ ድማ ዝን ምባል የብዝሕ። ከም ቀደሙ ፈኹስዎ ኣይዋዘን። ኣውራ ኣሻቒሉኒ ዘሎ፡ ትብል ንሳ "ናይ`ቶም ቅድሚ ሕጂ ብሓንሳብ ዝፈልጡና ሰባትን ናይ ገዛናን እዩ። ስለዝሓተታ ተኻሪዮም ተባሂሉ ክውረ ፈጺመ ኣይደልን'የ።**

**ሕጅስ ኩብደይ ክበልዑኒ ቁሩብ ተሪፍዎም። ናብ ደብዳበ ክልቲኦም ከምርሓኩም'ሞ፡ ብድሕሪኡ ምኽርታት ነቡቢቲ ክጽበ።**

ክቡር ፍትሓዊ

ካብ ብደብዳቤ'ኳ ብቓል ክዛረበካ ምሓሸኒ ኔሩ። እንተኾነ ምርጫኻ ደብዳቤ ኾይኑ። ነቲ ዘስፍሮ ቃላት ገላቢጥካ እናራኣኻ ትርጉም ከተውጽኣሉ ስለ ዝደለኻ ኢኻ ትኸውን።

እቲ ሰብ ከተእምን ዘለካ ክእለት መቸም፡ ኣነ ጥራይ ዝምስክሮ ኣይኮነን። ሕጂ ሓንቲ ነገር ዝላበወካ፡ ኣብ ክንዲ ኣብ'ቲ ናይ ክትዕ ክእለትካ ተኣማሚንካ ንዓይ ክትረትዕ ጥራይ እትጽዕር፡ ሓሳባተይ ክትርደኣለይ ፈትን።

ናይ ክልቴን ርክብ (ዝምድና) ግድን ንሓፈሻዊ ኩነታት ጥራይ ዝረአ ኣይኮነን። ኩነታትና፡ እቲ ምቅርራብና ኩሉ ኣብ ግምት ክኣቱ ይግባእ። ኣነን ንስኻን ስድራና ዝፈልጥዎ ዕርክነት ካብ ንጅምር ሓጺር ኣይኮነን። ቤተሰበይ ኩሎም ከም ሓወይ እዮም ዝፈልጡኻ። ኣነ'ውን ነዚ ኣሚነዮ ሓደ ካብ ቤተሰብና ጌረ ክወስደካ ጸኒሐ። ምሳኻ ክውዕል፡ ከምሲ ዋላ ሓደ ስክፍታ ኣይስመዓንን። ገዛ እውን ምሳኻ ኣብ ዝኾንኩሉ እዋን ዋላ ሓደ ምልክታት ተቓውሞ ኣየርእዩን። ፈኹስኒ ምስጢረይ ኣዕሊለካ። ዋላ ሓንቲ ኣይሓብኣልካን። ኣብ ገዛ እውን ወጀብጀብ ኢለ ከለኹ፡ ምሳኻ ዋላ ሓንቲ ስክፍታ ኣይስመዓንን። ከምዚ ዓይነት ስምዒታት እንታይ ትብሎ?

ከምዝመስለኒ ዝፈልጦን ፍቕራዊ ስምዒት ከምኡ ኣይኮነን። ክርየካ ከለኹ ክስንብድ፡ ከዕልለካ ድማ ክሓፍር እዩ ዘሎኒ መስለኒ። ካልእ'ውን ገለ ዝሓብኦ ምስጢራትን ጠባያትን ክህልወኒ ይግባእ። እዚ ግድን ቅኑዕ እዩ ማለተይ ዘይኮነስ፡ ምልክት ፍቕራዊ ስምዒት መስለኒ። ኣብ ገዛ ከይቀያየርኩ ትፈልጠኒ ክንሰኻ፡ ኣብ ገለ ቦታ ቆጺርካኒ ቀያይረ መጺኤ እንታይ ከገርመካ'የ? እቲ ቆጸራን ምዛርን'ከ እንታይ ፍሉይ ስምዒት ክህልዎ'ዩ?

እዚ ዝበልኩኻ ዘረባ ዓያሹ'ዩ ክትብሎ ትኽእል ትኸውን። ግና ሓቂ ኣብ ምፍራድ እቲ ልክዕ ስምዒታትና'ስከ ኣብ ግምት ነእቱ ካብ ዝብል

ሓሳብ ተበጊሰ'የ ነዚ ኣስፊረልካ። እንታይ ከምእትብል ድማ ንምስማዕ እጽበ።

ስማዕ'ስኪ፡ እንታይ ኳካ ኢኻኸ ትጠፍእ ዘለኻ? እትብሎን እትገብሮን በበይኑ ይኸውን ኣሎ። ስለምንታይ ከም ቀደምና ዘይንኸውን? እንታይ ዘየድሊ ለውጢ'ዩ'ኸ'ዚ? ሰባት ብዛዕባኻ ከሓቱኒ ይጅምሩ ኣለዉ። ግና ንስብ ኢልካ ዘይኮነስ ንዕርክነት ኢልካ ኣይትጥፋእ።

ተኸብረካን ትፈትወካን ሓፍትኻ

ዊንታ ተ.

ዘፍቅረኪ ዊንታ

መመሊ ስኪ ብዛዕባ ርክብና ከተልዕልለይን ክተእምንን ክትጽዕሪ ከለኺ፡ ዝያዳ ነቲ እምነተይን መርገጽየይን ተደልድልለይ ኣለኺ። ክልቴና ኣብ ፍቕሪ ከምዘሎና ድማ ኣርጊጸ እኣምን። ስምዒታትና እውን እተፈላለየ ኣይመስለንን። ኣነ ወዲ ተባዕታይ ብምዃነይ፡ ዝያዳ ሓላፍነት ተሰሚዑኒ ብዛዕብኡ እደፍእ ኣለኹ ኮይነምበር፡ ካብ ናትኪ ኣጸቢቑ ክይሕይል ይኽእል።

ከምዘፍቅረኪ ብኸመይ እረጋግጽ መስለኪ? ነቲ ፈጺሙ ዘይኣምነሉ ሓሳብኪ እድንቖ ብምዃነይ። ሓቀኛ ስምዒትኪ ክትምርምሪ ብምፍታንኪ ብዙሕ ኣሐጉሰክኒ። እቲ ዘይንቆጻጸሮ ውሽጣዊ ስምዒትና፡ ብዙሕ ኮነታት ገዛእ ርእስና ክሕብረና ይኽእል እዩ። ኣነውን ኣብዚ ምምርማር ስምዒታትና ምሳኺ እየ ዘለኹ።

እቶም ዝገለጽክዮም ስምዒታት ምሕፋር፡ ምስንባድ . . . ናይ ብሓቂ ምልክታት ፍቕሪ ድዮም? እዚኣቶምሲ ካብ ህንጡይ ዝኾነ ስምዒት ምብህሃግ (infatuation) ዝመጹ እዮም። ንዘይሓውኻ ከም ሓውኻ ምርኣይ ንርእሱ ሓደ ስምዒት እዩ። ሓደ እተፋለጥካዮ ሰብ ከም ኣካል ቤተ-ሰብካ እንተደኣ ርኢኻዮ፡ እቲ ብቓል ኪዳን ክትምስርቶ እትኽእል ዝምድና ይቃለል ኣሎ ማለት'ዩ።

ኣየ ዊንታ የዋህ፡ ምስተመርዓኺ ሰብኣይኪ ወጀብጀብ ኢልኪ ክርእየኪ እንድዩ። ኩሉ ግዜ ክትርእይዮ ከለኺ እንተደኣ ሰንቢድኪ ደኣ'ሞ ሕማም ልቢ ከተሕድሪ እንዲኺ። ነቲ ምሳኺ ዝቕመጥ ብጻይኪ ክትሓፍርዮ ዲኺ ኸኣ፡ ስለዚ እዚ 'ፍቕራዊ' እትብልዮ ዘለኺ ስምዒት፡ ንስብኣይን ሰበይትን (ሰብ ሓዳር) ክጠምር ዝኽእል ኣይኮነን።

ኣነ መርትዖታት ከቕርበልኪ ከለኹ ክኣምንኪ'የ ዝብል እምነት ኣይኮነን ዘሎኒ። እንታይ ደኣ እቲ ክትዓብጥዮ እትደልዮ (ወይ ድማ ተዓቢጡኪ ዘሎ) ሓቅታት ወጺኡ ከረትዓኺ እዩ ትጽቢተይ። ነዚ ትፈርሕዮ ዘሎኺ ኮይኑ ድማ ይስምዓኒ።

ንኸተፍቅሪ ገለ ስምዒት ኢኺ ተናድዪ ዘለኺ። ንፍቕሪ እሞ ካብ ብምፍትታው ንላዕሊ እንታይ ዝዓበየ ምኽንያት ከተናድይሉ ኢኺ? ንዓይ ካብ ምፍቃር ዝገትኣኪ ግሁድ ምኽንያት እንተዘይብልኪ፡ ንኣእምሮኺ ኣብ ናይ ምፍቃር መንፈስ ከተምጽእዮ ዝኽብድ ኣይመስለንን። ምቕባል ጥራይ እዩ ዘድልየኪ።

መመሊ ስ ክሓስቦ ከለኹስ ከመይ ከምእተሕርቕኒ ትፈልጢ'ዶ? ነቲ ግሁድ ኣብ ፍሽኽታኺ፡ ኣጠማምታኺ፡ ኣዘራርባኺ ... ዝርእዮ ምልክታት ብቓላትኪ ትኽውልለይ። ትሕስዊ ከምዘለኺ ኣይርደኣክን እዩ። ምኽንያቱ ንዓይ ጥራይ ኣይኮንክን ትሕስውኒ ዘለኺ። ንገዛእ ርእስኺ እውን እዩ።

ክልተ ኣካል ኴንኪ እኳ ኣሸጊርክኒ። ነታ ዘፍቅራ ከም እተፍቅረኒ ድማ ዝኣምነላን ነበርኩ፡ ወናኒታ ብምዃንኪ ጥራይ ኢኺ እኳ ከልኪልክኒ፡ ንስኺ ግና 'ኣይፋል' ክትብሊ ስለዝኸኣልኪ ጥራይ ዲኺ ትኣብዪኒ ዘሎኺ? ኣብ ክልቴና ዘይፍትሓዊ ስጉምቲ ትወስዲ ኣለኺ። በዚ ድማ ኣዝየ ጉህየ እየ።

ነቲ ዝሰኣንክዎ መመሊ ስ ኸርኢ ኢለ ምሳኺ ዝራኸበሉ ኣብነት ኣይረኽየንን። ኣቢታ ብብልጫታትኪ ዘጽብብክለይ ዓለም ጥራይ ከኹርመ ኣይደለኹን። እስኪ ንዓኺ ዝመስል ድማ ከናዲ እቲ ኹሉ ዝኽእል ኣምላኽ፡ መሰልትኺ ምድላው ከምዘይስኣኖ እኣምን። ዓለም ድማ ገፋሕ እንድያ፡ ኣእምሮኺ ካብ ኣጽብብክለይሲ ናብቲ ርሒብ ምርጫታት ደኣ ከምርሕ።

ንስምዒት ፍሉይ ኣኽብሮት ካብ ሃለወክስ፡ ስምዒተይ ብዙሕ ንኸይረኽበልኪ እዩ ዝድርኸኒ ዘሎ። ኣብ ዘይረኸበኒ እዋን ድማ ይፈኹሰኒ። እቲ ምርጫ መሰልኪ እዩ፡ ኣጠቓቕማ ግዜይ ድማ ናተይ መሰል እዩ። ደሓን፡ ናይ ርሑቕ ኣዕሩኽ ኴንና ንቕጽል።

ምስ ጓሂን ምድፍናቕን

ዘፍቅረኪ (ዝነበረ)

ፍትሓዊ

ቀልጢፍኪ እንተትምርዓዊ ጽቡቕ ኔሩ ። ካልእ ግዳይ ከምዚ ኸማይ ከይርከብ።

***ካብ ጽሑፋት እዮብ ብእምነት***



# ጻዕዳ ርግቢት

"ዝሕልሕል ዝብል ዝነበረ ንፋስ፡ ሙቕት ናይ ነብሰይ ኣጉዲሉ ቀዝሒ ልኢኹለይ ነበረ። ክልተ ኣእዳወይ ጨቢጠ ነብሰይ ብምዅምታር ኣዒንተይ ናብ ማዕጾ ለኣኽኩ። ዝነበርክዎ ቤት ካብ'ዞም ምዕቡላት ካፈታት ናይ ኣስመራ ሓደ'ዩ። ሰብ ዘማዕደወ ዓይነይ ድሉቱ ኣይረኸበን። ሰዓተይ ተዓዚበ ብነዊሕ ኣስተንፈስኩ። "ኣዋልድ ኣስመራ መቸም ኣብ ግዜ ዘለወን ኣረኣእያ ድኹም'ዩ። ንግዜ ብቁምነገር ዘይኮነ ከም ክንቲት ኣፍኩሰን'የን ዝጥምትኡ። ነዚኣተን ኣብ ኢደን ዘይኮነ ኣብ ጉንዲ እዝነን ጭር ትብል ሰዓት ክትኣስረለን ኣለካ።" ንዝብል ዓርከይ እናዘከርኩ ቀባሕባሕ ኣብዛሕኩ። ምስ ሓንቲ ቆንጆ ጎርዞ'የ ተቛጺረ። ሰዓተይ ካብ ናይ ቆጸራ ግዜ ርብዒ ሰዓት ከም ዝሓለፈ ሓበሬታ ሃበትኒ። ርብዒ ሰዓት፡ ጓል ንዘጽበ መንእሰይ ነዊሕ'ዩ። ልቡ ምስ ነፍሲወከፍ ካልኢት እናነጠረት ርብጽ ይብል።

ምስ'ዛ ዝጽበያ ዝነበርኩ ጎርዞ ኣብ ሓደ ዲስኮ ኢና ተላሊና። ኣነ ቅልጡፍ፡ ንሳ ቅልጥፍቲ ግዲ ነይርና፡ ኣብ ሓደ ለይቲ ልቢ ንልቢ ተወሃሂብና ክንረዳዳእ ኣይተጸገምናን። ዕላልና ኪንዮ እታ ለይቲ ሰጊሩ፡ ካልእ ናይ ምርኻብ ማዕጾ ከርሑ ክኢሉ። ብድሕሪኡ ክልተ ግዜ ተራኺብና። ፈጣንን ቀሊብን'ያ። ኣብ ዘልዓልካላ ኣርእስቲ ክትሰምር ጸገም የብላን። ዕላላን ኣቀራርብኣን መሳጢ ስለ ዝኾነ፡ ኣብ ሓጺር እዋን'የ ፈቲየያ። መልክዓን ኣቃውማ ሰብነታን'ውን ዓይኒ ደቂ ተባዕትዮ ሃነን ዘብል'ዩ። ምጭውነታ ብማዕዶ ስለ ዝስሕብ ምስ ተቐራረብና



ንኽእምና ዝከኣለኒ'የ ጽዒረ። ናተይ ጻዕሪ ድዩ? ናታ ኣብ ቀረባ ምጽናሕ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ተወሃሂድና ሓደ ኣካል ኬንና።

ኣይትፍረዱለይ እምበር፡ ሕማቕ ባህሪ ኣለኒ። ፍቕሪ ጾታዊ ስምዒትን ነጻሊ ዝርኢ መንእሰይ ኣይኮንኩን። ምስ ጓል እንተተላልየ ናብ ዓራት ክድይብ እምብዛ እህወኽ። ፍቕሪ ከም ቆልዓ ኣብ ዓራት ሸይሸይ ዝፈቱ'ዩ ዝመስለኒ። ጓል ናይ ምእማን ክእለተይ ልዑል እዩ። "መዓረይ፡ ሽኮረይ ..." ዝብሉ ቃላት እናደርበኹ ልቢ ጓል ክሰርቕ ጸገም የብለይን።

ክገርመኩም ተሰካሚ ኤችኣይቪ ቫይረስ እየ። ባህረይ ምስ ሓበርኩኹም ጠርጢርኩምኒ ትኾኑ ኢኹም። ዙረት ዘብዝሕ መንእሰይ ዕጫ ዕድሉ ንሳ'ያ። ኣሸንኳይ'ዶ ዘዋር ከምዚ ከማይ፡ ንፈለማ እዋኑ ዝተጋገየ'ውን ክልከፍ ይኽእል'ዩ።

ብኤችኣይቪ ከም ዝተለኽፍኩ ምስ ተነገረኒ፡ ሓደ ሕማቕ ናይ ሕነ ምፍዳይ መንፈስ ሓዲሩኒ። እቲ ቫይረስ፡ ብሰንኪ ዘይእዱብ ኣካይዳ'ዩ መጺኡኒ። ኮይኑ ግን ጌጋታተይ ሽፋፊነ እቲ ሓላፍነት ናብ ደቀንስትዮ ኣጸጊዐዮ። "ብጓል'ዩ መጺኡኒ" ብዝብል ሕማቕ ኣተሓሳስባ፡ ኣብ ልዕሊ ደቀኣንስትዮ ጽልኣት ኣሕዲረ። "ካብኣን ስለዘምጸእክዎ ናብኣን ክመልሶ ኣሎኒ።" ብምባል ግናይ ስጉምቲ ክወስድ ተበጊሰ።

ብዙሓት ደቂኣንስትዮ ኣብ ጾታዊ ርክብ ዘይጥንቀቓት ምዃነን ብተሞኩሮይ ዘረጋገጽክዎ'ዩ። ካብተን ዝተራኸብክወን ብዙሓት ኣዋልድ ኮንዶም ክጥቀማ ዝሓበራኒ ክልተ ጥራይ እየን።

ፊሽን ከም ሓዳስ ወርሒ ኩልዕ ኢላ ብልዳት ክትቅልቀል ረኣኽዋ። ብቕጽበት ናባይ ክትመጽእ ኢደይ ሓፍ ኣቢለ ኣመልከትኩላ። ንልስሉስ ምዑጉርታ፡ ሃነን ዝብል ጨና እና'ስተማቕርኩ ሰዓምኩዋ። ግርማ ሞጎስ ተጎናጺፉ'ያ መጺኣ። ልበይ ብታህዋኽ ክትሸበር ተፈለጠትኒ። ፍርቂ ሰዓት ሓሊፉ'ኳ እንተነበረ፡ ብምድንጓያ ብጨቕ ኢለ ኣየልዓልኩን። ጻዕዳ ርግቢት ኣቀባብላይ ርእያ ብራዕዲ ክይትበርር ተሰኪፈ።

"ክንደይ ደኣ ትሽኩሪ ኬንኪ ድምቕቲ ከም ኮኾብ ሰማይ፡ ንዓይኒ ኣብዚ ካፈ ዘሎ ተገልጋሊ ድጉሕ ኣቢልዎ" በልክዋ፡ ኣጻብዕታ እናደራረዝኩ። ኣእዳወይ ዘይዓርፋ ጠንቃማት'የን። ኣመል ኮይኑኒ ንዝቐረበትኒ ጓል ነብሳ እናተናኸፍኩ'የ ዘዕልላ። ክሳብ ሕጂ ግና ተግባረይ ተዓዚባ ክብረታ ንምሕላው ዝገንሓትኒ ጓል ኣየጋጠመትንን። ዝበዝሓ ደቀንስትዮ "ከይቅየመለይ" ዝብል ኣተሓሳስባ ክብረተን ኣብ ምሕላው ይዕንቅጻን እዩ። ንስኻ ተግባርካ ዘየስከፈካ፡ "ኢድካ ኣኪብ" ኢለን ከየሰክፋኻ ብምፍራሕ ጥርቅም ይብላ።

"የቐንየለይ ... ንስኻ'ውን ኣዚኻ ሽኩርካ ኢኻ ዘለኻ" ፍሽኽ ኢላ ዓጸፌታ መለሰት ፊሽን።

"እሞ ኢሂ ሆቴል ሒዘ ኣለኹ። ሻሂ'ሞ ስተዩ ንደረር" በልኩዋ ሰዓተይ እናተዓዘብኩ። ንሸሞንተ ርብዒ ጎደል ኮይኑ ነበረ።

"ንዓናይ ድሕሪ ድራር ሻሂ ንስቲ።" በለትኒ ህውኽ ኢላ። ብድድ ኢለ ሕሳብ ከፈልኩ። ካብቲ ካፈ ተመራሪሕና ወጻእና። ኣብ ደገ ክሳዳ ሓኒቐ ብምሕቛፍ ንድረረሉ ቤት መግቢ ክሓስብ ጀመርኩ።

“በዚ ይሕሸና።” ስም ሓንቲ ቤት መግቢ ጠቒሳ ኣንፈትና ከም ንቕይር ገበረት። ብዘይ ተቓውሞ ብሓሳባ ተሰማሚዐ ናብ’ታ ዝበለትኒ ቤት መግቢ ተጓዓዝና። ድሕሪ መግቢ ብቐጥታ ናብ ዝሓዝክዎ ሆቴል ከድና።

ኣብ ሆቴል ምስ በጻሕና፡ ዝተኻረኽዎ ክፍሊ ክሽፍት እንከለኹ፡ ነብሰይ ከንፈጥፍጥ ተፈለጠኒ። ነታ ብድሕረይ ዝነበረት ሽኮሪና ፌቨን ኤች. ኣይ. ቪ ክልክማ ምዃነይ ምስ ፈለጥኩ ግንብንብ በለኒ። ሕልናይ ንተግባረይ ምቕባል ኣበዩ። ማዕጾ ከፊተ ንውሽጢ ክትኣቱ ተጸበኽዋ። ፌቨን ብዘይ ዝኾነ ይኹን ጥርጣር ኣተወት። ደድሕሪኣ ስዒበ ማዕጾ መፍትሕ ገበርኩሉ። ኣብ ገሃነብ ኣእትዮም ዝዓጸዉኒ ኮይኑ እናተሰምዓኒ፡ ንፌቨን ጉዝጉዝ ኢለ ኣብ ደንደስ ዓራት ተቐመጥኩ። ዝኾኹየኒ ዝነበረ ሕልናይ ኣቓልቦ ኣይሃብክዎን። “ኣነስ ካብ መን ዲየ ኣምጺአዮ” ዝብል ሰይጣናዊ ተግባር ኒሕ ሂቡ ንኹሉ ከም ዝርስዕ ገይሩኒ ነበረ።

“ፌቨን ሽኮር” ውሳነይ ከተግብር ናብ ከንፈራ ተጸጋዕኩ።

“ኣሌክስ ሓወይ ኮንዶም ሒዝካ ኣለኻ? ዘይተጸበኽዎ ሕቶ ኣምጽኣት። ኮንዶም ዝተጠቐምክሉ እዋን ኣይዝከረንን’ዩ።

“ኣይኮነን ሕጂ ተሰካሚ ኤች. ኣይ. ቪ ኮይነ፡ ቀደም’ኳ ኣይሓዝክዎን” እናበልኩ ብልበይ፡ “ኮንዶም የድልየና እዩ?” ከም ቀሊል ወሲደ ብሕቶ መለስኩላ።

ፌቨን ተገሪማ ቀው ኢላ ጠመተትኒ። ምናልባት “ደንቆሮ፡ ዓሻ፡ ንሂወቱ ኣብ ናይ ሞት ቁማር ኣእትዩ ዝጣልዓላ...” ትብለኒ ነይራ ትኸውን። ብሂወታ ክጣላዕ ይሓስብ ከም ዝነበርኩ ብዘይካይ ዝፈልጥ ሰብ ኣይነበረን።

“ናይ ብሓቂ ኮንዶም ኣይሓዝካን?” ስለዘይኣመነትኒ ዝጻወት ዝነበርኩ መሲሉዋ ተገረመት።

“ኣይዘከርክዎን። ካብ`ዚ ሆቴል ከነምጽእ ንኽእል ኢና።” በልኩዋ፡ ኣብ ጽፍረይ ክኣቱ እናደለኹ።

“ኣብ ሂወትካ ማዕረ ክንድዚ ሸለልትነት ኣሎካ፡ ንዓይ ኣይትፈልጠንን ኢኻ፡ ከመይ ገርካ ብዘይ ኮንዶም ክትራኸበኒ ትደፍር?” ኣጠማምትኣ ከም ዝጠርጠረትኒ ድርቅና ነበሮ። ኵነታት ተዓዚበ ውሽጠይ ፍርሓት ክዕው በሎ።

“ኣሚነኪ ኣቲ ፌቨን፡ ንዘፍቀርካዮ ትኣምኖ ኢኻ።” ክሓባብላ ፈተንኩ።

“ሎሚ እምነት ዝበሃል ኣሎ ድዩ?” ብዘይካ ነብስኻ ንኻልእ ምእማን ሓደጋ’ዩ” በለት ትርር ኢላ።

“ሓቅኺ ኢኺ ፌቡ” ኢለ፡ ከም ዝኣመንኩ ኮንዶም ክገዝእ ካብ ደንደስ ዓራት ተንሳእኩ።

“ኣብ ቦርሳይ ኮንዶም ኣሎ።” ቦርስኣ ከፊታ ሓደ ባኮ ሃበትኒ። ብጥንቃቐኣ ምሒር እናተገረምኩ ተቐበልክዋ። ሽዑ’ውን ተግባረይ ካብ ምፍጻም ዝዕገት ኣይመሰለንን።

“ኣብ ስምዒት ምስ ኣተወት ኣበይ ከይርድኣ” ዝብል ሓሳብ እናሓሰብኩ ተታሓሒዝና ናብ ዓራት ደየብና። ፌቨን ናይ ብሓቂ ሓያል ሰብ’ያ። ኣብ ነፍሲወከፍ ርክብና ኮንዶም ኣብ መትሎይ ምእታዉ ከተረጋግጽ ኣለዋ። ንሱ ከየረጋገጸት ንርክብ ቅርብቲ ኣይኮነትን። ኣብ ስምዒት ምስ ጠሓለት ከታልላ ዝሓሰብክዎ ኣይሰርሐን። ብድሕሪኡ ኣነ’ውን ንፌቨን ኣድኒቐ ክፉእ ተግባረይ ኣቋሪጸዮ። እተን ቅድሚ ሕጂ ብፍኑው ዝተራኸብኩወን ደቀንስትዮ ከም ፌቨን ነይረን እንተዝኾና፡ ኣነ`ውን ካብ ተሰካሚ ምዃን ምደሓንኩ። መሬት በሪሁ ካብ ዝደቀስናሉ ተንሳእና።

“ብኮንዶም ጾታዊ ርክብ ምፍጻም ከመይ ረኺብካዮ?” ፌቨን ሓተተትኒ። ቁሊሕ ኢለ ካብ ምጥማት ኣይመለስኩላን። “ዉሑስ ስለዝኾነ ስክፍታ የብሉን። ኮፍ በል’ሞ ዝዛረበካ ኣሎኒ።” ነብሰይ ሰኽፍክፍ እናበለኒ ኣብ ዓራት ተቐመጥኩ።

“ኣነ ተሰካሚት ኤች.ኣይ.ቪ ቫይረስ’የ።” ዘይተጸበኽዎ ድቦላ ዘረባ ናዕ ኣበለቶ። ክሃድም ከም ዝደለኹ ብስምባደ በተግ በልኩ። ንነብሰይ ረሲዐ፡ ብፌቨን እምብዛ ሓዘነ። “ኣይትሰምብድ። ሕጂ ዘሰምብድ ዋላ ሓንቲ የለን። ክትራኸብ እንከለኻ ምጥንቃቕምበር፡ ብድሕሪኡ ምስንባድ ትርጉም የብሉን። ኣነ ንማንም ወዲ ተባዕታይ ክልክም ድሌት ስለ ዘይብለይ ኣብ ቦርሳይ ኮንዶም ሒዘ’የ ዝጓዓዝ። ብዘይ መከላኸሊ ኣይራኸብን’የ”። ብተመስጦ ዓይነይ ኣፍጢጠ ተኸታተልክዋ። ንሳ ንዓይ ሓልያ፡ ኣነ ድማ ክልክማ ምሕሳበይ ማዕረ ክንደይ ናይ ሕልናን ሰብኣውነትን ፍልልይ ከም ዝነበርና ተሰቆረኒ።

“ፌቨን ይቕሬታ ግበርለይ። ኣነ’ውን ተሰካሚ እየ።” ቅንዕናኣ ተዓዚበ ውሽጠይ ክሓብእ ሕልናይ ስለዘይፈቐዶ ተናዘዝኩ።

“እዋእ” ሰንበደት። “ኮነ ኢልካ ክትልክመኒ ኢኻ ሓሲብካ?” ንዓይ ትዛረብ ከም ዘይነበረት ብዘይ መልሲ ኣጽቐጥኩ። እንታይ ኢለ’ሽ ክምልስ።

“ኣሌክስ ናይ ብሓቂ ተጋጊኻ። ኣነን ንስኻን ኮነ ኢልና መንእሰያት እንተለኪምና ሕማም ኣይድስ ከም ዛራ ውሒጅ ኣብ ኣሕዋትናን ቀረባ ኣዝማድናን ክበጽሕ’ዩ በለትኒ። ቅንዕ ኢለ ክጥምታ ስለዘይደፈርኩ ርእሰይ ኣድኒነ ትም በልኩ። ዝተዛረበቶ ዘረባ ግና ኣብ ኣእምሮይ ዘሪቑ ነበረ። ሕማም ኣይድስ ክንዓግቶ ንኽእል እቶም ተሰከምቲ ኢና። ኣነ ነቲ ቫይረስ ናብ ካልእ እንተዘይኣሰጋገረዮ ዝሰጋገረሉ መገዲ የለን። ፌቨን ዝተዛረበቶ ሓላፍነት ዘሰክም ሕልና ዝኩሕኵሕ ከቢድ ዘረባ’ዩ።

ሎሚ ኣነን ፌቨንን ተኣኻኺብና ብሓደ ንነብር ኣሎና። ፌቨን ሓደ ዓቢ ቁም ነገር ምሂራትኒ ኣላ። ኩሉ ሰብ እንተተጠንቂቑ ነብሱ ጥራይ ዘይኮነ ዘድሕን ሕብረተሰብ ኤርትራ ካብ ኤች. ኣይ. ቪ/ኣይድስ ናጻ ክኸውን ዕድል ኣለዎ። ስለዚ ከምቲ ካብ ሕማም ጉልሓይ ናጻ ዝተባሃልና፡ ኤርትራና ካብ ኣይድስ ናጻ ንምግባራ ኩልና ጥንቃቐ ነሐይል።

***ሓውኹም ቢኒ ካብ ኣስመራ***

ሓንቲ ሕቶ ኣላትኒ

# ግደይ ስክፍታይ ከይከውን ...?

## ስክፍታ

*ሕቶ፥ ኣብ መወዳእታ ሰላሳታት ዝርከብ ዘይተመርዓኹ መንእሰይ'የ። ቅድሚ ክልተ ዓመታት ኣቢለ ዝተላለኽዋን መናብርቲ ክትኮነኒ`ውን ዝተመነኽዋን ጓል ሄዋን ኣላ። ብርድኢተይ፡ ኣባይ ዘሎዋ ኣረኣእያ እወታዊ ይመስል። ክሳዕ ሕጂ ግና ክሓታ ኣይወሰንኩን። ንክሓታ ይደናደን'ሞ፡ ዘለዉና ስነ-መዕበያዊን ድሕረ ባይታዊን ፍልልያት ኣብ ግምት ኣእትየ ኸኣ ሰጋእ መጋእ እብል። ኣነ ካብ ኣዝዮም ስኡናት ስድራቤት ተወሊደ ዝዓበኹ እየ። ንሳ ኸኣ ብኣንጻሩ ካብ ኣዝዮም ሃብታማት ስድራ ተወሊዳ ዝዓበየት እያ።*

*ከይትኣብየኒ ብዙሕ ስክፍታ የብለይን። የግዳስ፡ ዋላ'ኳ ኣነ ተማሂረ ማእከላይ መነባብሮ ይመርሕ እንተሃለኹ፡ መነባብሮይ ምስ'ቲ ዝዓበየትሉ ገዛ ናይ ሰማይን ምድርን ፍልልይ ስለዘለዎ፡ ኣባይ ብዙሕ ትጽቢታት ከይህልዋ`ሞ ምስ ሰኣነቶ ንርእሳ ተጕዲኣ ንዓይ ከይትልክመኒ ኣመና እሰግእ። ልክዕ ከምቲ ስድራቤታ ዝገብሩላ ክገብረላ ከይትጽበን ጸገማት ዘይትጻወር ከይትኸውንን'ውን ብዙሕ ኣስጊኣትኒ። እዚን ወዲ ኸምዝን ስክፍታታት ንድሕሪት ይጕትኒ ኣሎ`ሞ፡ እንታይ ርእይቶ ኣሎኩም።*

*ፍስሃጽዮን ካብ መንደፈራ*



መልሲ፥ ብመጀመርታ ንኹነታት መነባብሮኻ፣ ኣተዓባብያኻ፣ ዘሎካ መጻኢ መደባት... ከይሓባባእካ ጽቡቕ ጌርካ ከተዕልላ ፈትን። ናይ ብሓቂ ትፈትወካ እንተ ኾይናን ምሳኻ ናይ ምንባር ዕላማ እንተ ሃልዩዋን፣ ምስ ኩሉ ሕጽረታትካ ክትቅበለካ እያ። ንሓፈሻዊ ኩነታትካ ፈሊጣ ትኣቱ እንተ`ላ ከኣ ብዙሕ ካብ ሓቂ ዝረሓቐ ትጽቢታት ኣይክህልዋን እዩ። ተመርዕያ ኣበየናይ ገዛ ከም ትኣቱ ክትፈልጥ እያ፤ ነገራት ኣዛሚዳ ንክትውስን ከኣ ክሕግዛ እዩ። ሓቀኛ እንታይነትካ ፈሊጣ እንተ ተቐበለትካ ዝበለጸ፣ ነቲ ዝምድና ንዘይምቕጻል እንተ ወሲና ከኣ ትብሎ የብልካን። መንገድኻ ቀይርካ ብንቕሓት ምስጋም ጥራይ እዩ።

ብኻልእ`ውን፣ ወላ ንሳ እንተ ተቐበለቶ፣ ኣይግበሮ እምበር ስድራኣ ንኻልኦት ክህብዋ መዲቦም ክህልዉ ይኽእሉ እዮም። ኣብዚ፣ 'ንሳ ማዕረ ክንደይ ንስድራኣ ከተእምኖም ትኽእል፣ ስድራኣ ኸ ማዕረ ክንደይ'ዮም ንውሳነኣ ብንጽህና ዝቕበልዎን ብምርጫኣ ንኽትጓዓዝ ናጽነት ዝህብዋን' ክትምልሾ ዘሎካ ዕዮ-ገዛ ይመስለና። እዚ ኩሉ ኣብ ግምት ኣእቲኻ ኣብ ውሳነ እንተበጺሕካ ከኣ ብዙሕ ሽግር ኣይክህልወካን እዩ።

እቲ "ጸገማት ዘይትጻወር ከይትኸውን ብዙሕ ኣስጊኣትኒ" ዝብል ስክፍታኻ ኣብዚ ዝጠቓለል ይመስለና። ምሳኻ ናይ ምንባር ዕላማ እንተ`ሎዋ፣ መነባብሮኹም ኣብ ግምት ብምእታው ኩሉ ነገር ተጻዊራ ክትጓዓዝ ከም ዘለዋ ኣይክትስሕቶን እያ ዝብል እምንቶ ኣሎና። ብፍቕርን ስኒትን ናይ ምንባር ዕላማ ንዘሎዎ ሰብ ዝዓግቶ ስለ ዘየለ።

## ሕርናኽ

ሕቶ፥ ***ፍቓድኩም እንተኾይኑ፡ ብዛዕባ ምሕርናኽ ሓበሬታ ክትህቡኒ ምደለኹ። ንዓይ ዘይፍለጠኒ እኳ እንተኾነ፡ መዳቕስተይ ምሉእ ለይቲ ሩር ክብል ከም ዝሓድርን ድቃስ ከም ዝኸልኣምን እዮም ዝነግሩኒ። ዕረፍቲ ምእንቲ ክረኽቡ ኮነ ኢሎም ካብ'ታ ጥዕምቲ ድቃሰይ ከም ዘበራብሩኒ እውን ባዕላቶም ዝብሉኒ እዩ። ስለዚ ምሕርናኽ እንታይ እዩ?***

***ክንደይ ዓይነት ምሕርናኽ ኣሎ? ምሕርናኽ ከቋርጸሉ ዝኽእል ገለ ሜላ'ኽ ኣሎዶ?***

*ሓጎስ ሓሰን ካብ ከረን*



መልሲ፥ ኣብ ኣቕመ ኣዳምን ሄዋንን ካብ ዝበጽሑ ሰባት እቶም 45 ሚእታዊት ብውሕዱ ሓሓሊፎም ዝሕርንኹ ክኾኑ እንከለዉ፡ እቶም 25 ሚእታዊት ድማ ድቃስ ሰለም እንተቢሎም ዝሕርንኹ እዮም። ስለዚ ምሕርናኽ ኣብ በይንኻ ከም ዘይኮነ ኣስተቢሂልካ ብዙሕ እንተ ዘይተጨነቕካሉ ዝሓሸ እዩ። ብዝኾነ ምሕርናኽ ኣብ ግዜ ድቃስ ብኽፉት ኣፍካ ብድምጺ ምስትንፋስ እዩ። ሕርናኽ ብሰንክ'ቲ ኣብ ልስሉስ ትንሃግ ዝፍጠር ንዝናዜ (ቫይብረሽን) ይኽሰት። መብዛሕትኡ ግዜ ምሕርናኽ ዘጋጥም፡ ብሰንኪ ጉንፋዕ፡ ቁጥዐ ወይ ዝሓበጠ ሶርኖ እቲ ንቡር ብመንገዲ ኣፍንጫ ዝግበር ምስትንፋስ ምስ ዝዕገት እዩ። ብሕቖኻ ክትድቅስ ከለኻ ዝያዳ የጋጥም፡ ምኽንያት ታሕተዋይ ምንጋጋ ንክኸፍቶ ዘሎ ተኽእሎ ስለዝልዕል። ደቂተባዕታዮ ሚዛን ሰብነቶም ካብ ግቡእ ንላዕሊ ምስ ዝኸውን ከምኡ'ውን ኣብ ንጽፈ ጽግያት ዝርከባ ደቀንስትዮ ምስዝኸርሻ ጠንቂ ምጅማር ምሕርናኽ ክኸውን ይኽእል እዩ።

ካብ ስድራቤት ዝመሓላለፍ ናይ ምሕርናኽ ባህሪ እውን ኣሎ። መብዛሕትኦም ሓርነኽቲ ከምቲ ንኻልኦት ዝርብሽዎ ንዕኦም ምንም ኣይሰምዖምን እዩ፡ ገለ ሓርነኽቲ ግና ፍርቂ ንቑሓት (half-awake) ምስ ዝኾኑ፡ ንሕርናኽኦም ክሰምዕዎ ይኽእሉ። ገለ ሰባት ድማ ኣገባብ ኣዳቕሳኦም ብምቕያር ክሕርንኹ ይኽእሉ።

እምበኣር ናይ ምሕርናኽ ጸገማትካ ከቃልሉ ዝኽእሉ ገለ ሞ�québec ሓሳባት ክንህበካ፥

- ብሕቖኻ ኣይትደቅስ። ነዚ ኣዳቕሳ እተወግደሉ ወይ ዘይምቹእ እትገብረሉ ሜላታት ተጣበብ
- ቅድሚ ምድቃስካ ብውሕዱ ቅድሚ 2 ወይ 3 ሰዓታት፡ ኣልኮላዊ መስተ ኣይትስተ
- ሚዛን ሰብነትካ ካብ ግቡእ ንላዕሊ እንተኾይኑ፡ ሚዛንካ ንምቅናስ ዘኽእል ኣካላዊ ምንቅስቃስ ኣዘውትር
- መደቀሲ ከኒና፡ ጸረ ቁጥዐ ወይ ኣህዳእቲ መድሃኒታት ኣይትውሰድ
- ምዱብ ናይ ድቃስ ሰዓት ይሃሉኻ
- ንመደቀሲኻ ገለ ጠሊ ወስኸሉ። ጥሉል ጎሮሮ ካብ ዝነቐጸ ጎሮሮ ዝያዳ ነዝነዝ ስለዝፈጥር
- ንርእስኻ ክብ ንምባልን ንመስመር ትንፋስካ ንምትዕርራይን (ከይትጉዕጸጽ) ተወሰኽቲ መተርኣሳት ተጠቐም
- ቅድሚ ምድቃስካ ውጽኢት ጸባ፡ ምቁር ሕብስቲ፡ ቸኮላታ ኣይትመገብ
- ንገለ ሳምንታት መዓልታዊ ቁሩብ መዓር ተመገብ
- ንመዳቕስትኻ ክትሕርንኽ ከለኻ ብጎኒ ንኽግልብጠካ ሓብሮ
- ቅድሚ ምድቃስካ ከቢድ መግቢ ኣይትብላዕ
- ሽጋራ ኣይተትክኽ
- ክትረክብ እንተኽኢልካ ጸረ ምሕርናኽ ከኒና ዉሰድ
- ቅድሚ ምድቃስካ ሻሂ ምስታይ'ውን ንጸረ-ሕርናኽ ግርም እዩ።

ብተወሳኺ እዞም ዝስዕቡ ደረጃታት ብምኽታል ንገለ ሰባት ዝሰርሓሎም ሜላ ስለዝኾነ ፈትኖ፥

1. ሽረኽረኽ ዝበለ ማይ ብኡ ንብኡ ኣብ ገፊሕ ሽሓኒ ገምጥሎ (ኣብ'ቲ ዝፈልሕ ማይ ውሑድ ዘይቲ ቀላሚጦስ ግበረሉ)
2. ምሉእ ርእስኻ ብዓቢ ሽጎማኖ ተጀኒንካ ንገለ ሓሙሽተ ደቒቕ ዝኸውን ኣብ ልዕሊ'ቲ ዉዑይ ማይ ዝመልኦ ሽሓኒ ተዓጠን
3. ድሕሪ'ዚ ነቲ ሽጎማኖ ኣሊኻ፡ ብኻልእ ብበረድ ብዝጠልቀየ ኣዝዩ ዝሑል ሽጎማኖ ጌርካ ገጽካ ተወልወሎ

ንደረጃታት ቁጽሪ 2ን 3ን ሰለስተ ግዜ ደጋግሞ። ነዚ ናይ ምዕጣን መስርሕ ንፋስ ኣብ ዘይኣትዎ ቦታ ክኸውን ይግባእ። ኣድላዩ እንተኾይኑ ነቲ ሽሓኒ ሓድሽ ብዝፈልሐ ማይ ክትትክኦ ትኽእል።

### ጻዕዳ ፈሳሲ

***ሕቶ፥ ጻዕዳ ፈሳሲ ካብ ውሽጢ ርሕመይ እናፈሰሰ ኣጨኒቑኒ ኣሎ። መፍትሒ እንተሃልዩዎ በጃኹም ንገሩኒ።***

የሃና ካብ ዓዲኸላ

መልሲ፥ ዘይጨኑን መጠግጠግ ዘይብልን ጻዕዳ ርሕማዊ ፈሳሲ ንቡርዩ ጥራይ ዘይኮነ፡ ንጽሬት ከባቢ ርሕሚ'ውን እወታዊ ኣበርክቶ እዩ ዘለዎ። እቲ ሕብሪ ናብ ብጫ ወይ ቀጠልያ ገጹ እንተኸይዱን ባህ ዘይብል ጨና እንተኣኸቲሉን ግና ብቐሊሉ ክፍወስ ዝኽእል ምልክት ረኽሲ ክኸውን ስለዝኽእል ተቐላጢፍኪ ኣብ ቀረባኺ ናብ ዝርከብ ማእከል ሕክምና ክትከዲ ንምሕጸን።

### ሕማም ርእሲ

***ሕቶ፡ ሕማም ርእሲ ብተደጋጋሚ እናተመላለሰ ኣሳቕዩኒ ዘሎ ሕማም***



*እዩ። ሳሕቲ'ውን ብተምላስ ዕግርግር ተሰንዩ የሳቕየኒ። መበገሲኡ እንታይ ምዃኑን ካበዚ ሕማም'ዚ ክገላገለሉ ዝኽእል ምኽሪ ክትልግሱለይን እምሕጸን።*

ዝተሸገረ ሓውኹም ቢንያም ዘ.

መልሲ፡ ጠንቅታት ሕማም ርእሲ ኣዝዮም ብዙሓት እዮም። እቲ ዝያዳ ዝዉቱር ብጸቕጢ ዘጋጥም ኮይኑ፡ ካልኦት ከም ሳይኑስ እተባህለ ረኽሲ ሶርናዕ፡ ጸቕጢ ዓይኒ፡ መርዘን፡ ዝያዳ ዋሕዚ ደም፡ መስተ ወዘተ. እውን ንሕማም ርእሲ ጠንቂ ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ብተወሳኺ ቃንዛ ሕማም ርእሲ ዝተፈላለየ እዩ። ተዋጋኢ፡ ህድእ ዝበለ፡ ቀጻሊ፡ በሊሕ፡ ተረው ተረው ዝብል ወዘተ። ናይ ጭዋዳ ሕማም ርእሲ መብዛሕትኡስ ግዜ ካብ ከም ሕማቕ ቁመና ዝኣመሰሉ ዝመጽእ ስምዒታዊ ወይ ኣካላዊ ጸቕጢ እዩ። ኣብ ክሳድ ሸፋን ርእሲን መንጋጋን ዘለዉ ጭዋዳታት ምስ ተረሩ፡ ሓደ ህድእ ዝበለ ናይ ቃንዛ ስምዒት ወይ ናይ ወጥሪ መስመር ኣብ ከባቢ ርእሲ የስዕቡ። ከም መርዘን ዝኣመሰሉ ሕማማት ርእሲ'ውን መበገሲኦም ኣብ ርእሲ ዘለዉ ሻምብቆኣዊ ሕማማት ርእሲ፡ መብዛሕትኡ ግዜ ኣብ ሓደ ጎድኒ ዘጋጥሙ፡ ተረው ተረው ዝብል ቃንዛ፡ ዕግርግር ምባልን ተምላስን ከምኡ'ውን ናይ ምርኢት ጸገም ዘኸትሉ'ዮም። ሰርናኣዊ ሕማም ርእሲ ብሰንኪ ምዕባስ ሃጓፋት ሶርና ይብገስ። ውጽኢቱ ጸቕጥን ቃንዛን ኣብ ምዕጉርቲ፡ ግንባርን ላዕዎት ኣስናንን የስዕብ። መብዛሕትኡ ግዜ እዚ ሕማም ርእሲ ምስ ምዕባስ ኣፍንጫ ይተኣሳሰር። እንሓንሳእ ካብዞም ዝረኣናዮም ዓይነታት ቃንዛ ክልተ ወይ ልዕሊኡ ዓይነታት ቃንዛ ብሓደ ግዜ ከጋጥም ይኽእል።

ኣብ ቀጻልነት ብርተዐን ናይ'ቲ ሕማም ርእሲ ብምምርኳስ፡ እዚ ዝስዕብ ሓበሬታ ክጠቕመካ ይኽእል'ዩ ዝብል እምነት ኣሎና፥

* ኣብ ክሳድካን ርእስኻን በረድ ወይ ሙቐት ተጠቀም
* ንጭዋዳታት ክሳድካን ሸፋን ርእስኻን ብህድኣት ድረዞ (ማሳጅ ግበር)
* ናይ ምስትርሓው ልምምዳት ተጠቐም
* ኣስፕሪን ወይ ምስ ሓኪም ብምምኽኻር ናቱ መተካእታ ዝኾነ መድሃኒት (ከም ኢቡፕሮፈን ወይ ኣሴታሚኖፈን) ተጠቀም
* ምዕባስ ኣፍንጫ ምስ ዝህልወካ፡ ጸረ-ምዕባስ መድሃኒታት ዉሰድ
* ከም ሕርቃን፡ ናይ ዓይኒ ዉጥረት፡ ቀጻሊ ዓው ዝበለ ድምጺ ዝኣመሰሉ ስምዒታዊ ወይ ኣካላዊ ጸቕጢ ዝገብሩ ነገራት ኣወግድ
* ግዜ ዝወሰደ ኣጅቦ፡ ችኮላታ፡ ካዕካዕ፡ ቀይሕ ነቢት፡ ኣልኮላዊ መስተ፡ ኣቮካዶ፡ ተምሪ፡ ዘቢብ፡ ጨው'ን ኣቸቶን ዘለዎም መግብታት ንሕማም ርእሲ ከበግሱ ስለዝኽእሉ ኣወግዶም

ዝኸበርካ ቢንያም፡ በዚ ቅሩብ እፎይታ ክትረክብ ንምነ። እዚ እንተደአ ዘይጠቐሙካ ናብ በዓል ሞያ ጥዕና ካብ ምኳድ ዓዲ ኣይትውዓል። ብፍላይ ድማ ካብ'ዞም ሲዒቦም ዘለዉ ምልክታት እንተጋጢሙካ፡ ተቐላቲፍካ ናብ ቀረባኻ ናብ ዝርከብ ሕክምና ክትኳየ ይግባእ፥

* ካብቲ ልሙድ ኣዝዩ ዝበርተዐ ሕማም ርእሲ ምስ ዝስመዓካ
* እቲ ሕማም ርእሲ ብረስንን ድርቀት ክሳድን ዝተሰነየ ምስዝኸዉን
* ኣብ ቀረባ እዋን መጉዳእቲ ርእሲ ኔሩካ እናተኾይኑ
* መልሓስካ ምስ ዝልከት
* ምርኢትካ ምስ ዝዘናበል
* ኣብ ገጽካ፡ ኣእዳውካ ወይ ኣእጋርካ ድንዛዘ ምስ ዝስመዓካ
* እቲ ቃንዛ ንልዕሊ ሰለስተ መዓልትታት እንተቐጺሉ፡ ወይ ከኣ ኣብ ብርተዐን ምድግጋምን እንተወሲኹ።

## ኣሕምልቲ ንቖልዑ ከመይ?

*ሕቶ፥ ኣሕምልቲ ንጥዕና ኣገዳሲ ምዃኑ ብተደጋጋሚ ክንገረና ጸኒሑ ኣሎ። እዚ ኣገዳሲ ኣመጋግባ ኣብ ቆልዑኸ ከመይ እዩ ዝረኣ?*

ሰላም ካብ ዕዳጋ ሓሙስ

መልሲ፥ ኣሕምልቲን ፍረታትን ንኹሉ ደረጃታት ዕድመ እንተላይ ንህጻናትን ቆልዑን፡ ኣባጽሕን ጎራዙን፡ ንጥኑሳትን ሓራሳትን ውሑስን ጥዑይን እዩ። ኣብ ተኽሊታት መሰረት ዝገበረ ምግብታት (Plant-based diets) ንደቂሰባት ዘድሊ መኣዛታት፡ ቪታሚናትን ማዕድናትን ዝሓዘ ስለዝኾኑ፡ ኣብ ዕቤት ንዝርከቡ ቆልዑን ኣደታትን ዘድሊ እኹል ትሕዝቶ ኣለዎም። ካብ ኣእካል፡ ጥረታት፡ ኣሕምልቲን ፍረታትን ቪታሚን ቢ12፡ ቪታሚን ዲ፡ ካልሽየም፡ ኣዮዲን፡ ኣይረን፡ ዚንክ፡ ቪታሚን ቢ2 ወዘተ ብቐሊሉ ክንረኽበሎም ንኽእል።

ተኽሊታት መሰረት ዝገበረ ምግብታት ኣብ ጥዕና ብዙሕ ጠቐምታት ኣለዎም። ብሕማማት ልቢ፡ ሽኮርያን ገለ ዓይነታት መንሽሮን ናይ ምትሓዝ ዕድሎም ኣዝዩ ዝወሓደ'ዩ።

ናብ ሕቶኻ ክንምለስ፡ ንጥዕና ቖልዑ ካብ ዓይነታት ስጋ ዓይነታት ኣሕምልትን ተኽሊታትን ምምጋብ ዝያዳ ውጽኢታዊ ምዃኑ እተጸንዑ ሰነዳት ሕክምና ይገልጹ።

ምንጪ፥ መጽሓፍ "Healthy Eating for Life for Children"

ሳይንስን ተክኖሎጂን

# ትስፋው ፈጠራዊ ስራሕ ዘሎንና

# ደመናዊ ቅማረታት

***cloud computing***

**ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

ጥበባት ተክኖሎጂ ንዓለም ብዝለዓለ ፍጥነት እዮም ዝቕይርዋ ዘለዉ። ሃገራት እውን ንከባቢ፡ ህዋን ፕላኔታትን ኣብ ረብሓኦም ንምውዓል ፍርያት ተክኖሎጂ እዮም ዝጥቀሙ ዘለዉ። ከም ስልኪ ኣልቦ መርበብ ህዋስ (sensor network)፡ ነገራት ብኢንተርነት (IOT)፡ ደበናዊ ቅማረ (cloud computing)፡ 5ይ ወለዶ መራኸቢታትን ሰብ-ሰርሖ ኣእምሮን (artificial intelligence) ተጠቀስቲ እዮም።

ነዚ ተክኖሎጂታት ቀንዲ መሰረቱ፡ ዓለም ኣብ ሰውራ ኢንተርነት ምስ ኣተወት፡ መዓልታዊ 2.5 ካንቲንየም መረድኢታት ወይ ሓቅታት (data) ክእከብ ጀሚሩ። 80% ናይ`ዚ ግን ዘይተጻፈፈ ጥረ፡ ቅርጺ ኣልቦ እዩ። እዚ እዩ ኸኣ፡ ብሰብ-ሰርሖ ኣእምሮ ተመስሪሑ ናብ ሓበሬታ ወይ ፍልጠት ዝቕየር ዘሎ። ከም በዓል ፌይስቡክ፡ ዩቲዩብ ዝኣመሰላ መርበባት ማሕበራዊ መራኸቢታት እውን፡ እቲ ካብ ተጠቀምቲ ዝኣከብኦ ሓበሬታ እናጸሞቓ ናብ ፍልጠት ብምቕያር እየን ኣታዊታተን ዘኻዕብታ።

ነዚ ፍልጠት ንምዕቃብ፡ ኣብ መጀመርታ 2008 ዓ.ም. ናሳ ደበናዊ ቅማረ ዝተሰምየ ዘመናዊ ተክኖሎጂ፡ ንህዝቢ ዓለም ኣበሰረ። እዚ ነቶም ብኔትዎርክ ዝተቛረኑ ደበና ሰርቨራት (cloud servers) ኣብ ሓደ ሃብ (hub) ጠርኒፉ፡ ብኣገልግሎት ህዋሳትን ኮምፒተራትን ናይ ሓባር መኣዲ ዝፈጠረ ዘመናዊ ተክኖሎጂ ከኣ እዩ፡ ኣቃልቦ ዓለም ስሒቡ ዘሎ።

ደበና (cloud) ዝብል ስያመ፡ ነቲ ዝተፈላለዩ ሰርቨራት ተቛሪኖም ዝፈጥርዎ፡ ቀዋሚ ንናይ ደበና ዝመሳሰል ኣቃውማ ዘመልክት ምስላዊ ቅርጺ እዩ። ብሓፈሻ ንተጠቃማይ ናይ ኔትዎርክ በየን ወገን ይኣቱን ይራኸብን ኣሎ ዘይተለልየሉ ስእሊ እዩ። ንኣብነት፥ ኣብ ጎጉል ናይ ጂ-መይል ኣድራሻ ከፊትና ምስ መቕርብና መልእኽታት ንለዋወጥ። ትካላት ከኣ፡ ስጋዕ 500 ጌጋ ባይት ዝበጽሕ መዓልታዊ ይለኣኣኻ። እዚ ንዓመታት ዝስነድ መጠን ኣልቦ መልእኽትታት ከኣ እዩ፡ ኣብ ደበና ተዓቂቡ ንረኽቦ።

ጎጉል ክሳብ 2 ቢልዮን ዝበጽሑ ተገልገልቲ ጂ-መይል ኣለውዎ። ነዞም ዓማዊሉ፡ ኣብ ካሊፎርንያ ካብ ዝመደበሮም ልዕሊ 200 ሽሕ ዝኾኑ ደበና ሰርቨራት እዩ፡ መልእኽታቶምን ሰነዳቶምን ዝዕቅበሎምን ኣገልግሎቱ ዝልግሰሎምን። ብተወሳኺ’ውን እቲ ጎጉል ንዓማዊሉ፡ ኣወፈይዎ ዘሎ ናይ 5 ጌጋ ባይት ናጻ ቦታ ኣብ ደበና፡ ነቲ ኣብ ሞባይላት ዘጓንፍ ሕጽረት ቦታ ዓቢ ፍታሕ ኮይኑ ኣሎ። ፌይስቡክ እውን ክሳብ 2.7 ቢልዮን ዝኾኑ ናይ ያሁ ኢመይል ዓማዊሉ፡ ብደበና ሰርቨራቱ








ኣገልግሎት ዝልግስ እዩ። እቲ 3ይ ከኣ ድቓላ ደበና (Hybrid cloud) ተባሂሉ ዝጽዋዕ፡ ንኽልቲኡ ዓይነት ኣጣሚሩ ኣገልግሎት ዝህብ እዩ። እተን ነዚ 3ይ ዓይነት ኣገባብ ኣገልግሎት ደበና ዝህባ ኸኣ፡ ብ3 ዓይነት ኣወዳድባ ዓማዊለን የእንግዳ። ሙብዛሕትኡ ግዜ እቶም ወነንቲ ልዑል ርእሰማል ብውልቃዊ ደበና ስራሓቶም የከናውኑ። እቶም ሰፊሕ ምንቅስቓሳት ዘካይዱ ከኣ ህዝባዊ ደበና ይመርጹ። እቲ 3ይ ኮማዊ ኣገልግሎት ደበና (community cloud services) ተባሂሉ ዝጽዋዕ፡ ንኽልቲኡ ዓይነት ኣገልግሎታት ዘጣመረ እዩ።

እዩ ዘእንግዶም።

ስለዚ ደበናዊ ቀማሪ ካብ ዝተፈላለዩ ፈቖድኡ ዝርከቡ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት፡ ናብ ሓደ ኔትዎርክ ወይ መቋረኒ ዘገልግል መሳርሒ ሃብ (hub) ዝተቐናበሩ እዮም። ብሓጺሩ ካብ ክልተ ንላዕሊ ደበናዊ ሰርቨራት፡ ኣብ ሓደ ተጣሚሮም ዝህብዎ ሓባራዊ ኣገልግሎት እዩ። እዚ ተክኖሎጂ ንብዙሓት ተገልገልቲ ኢንተርነት ማእከል ሓበሬታ ኮይኑ፡ ዝተፈላለዩ ሃርድዌርን ሶፍትዌርን ከምኡ'ውን ገዚፍ ዳታብይዝ ሓቝፉ ይርከብ። እዚ ከም ሰርቨር ዘገልግል ዘሎ ዘመናዊ ኮምፒተር ከኣ፡ ውጽኢት ፍርያት ናይ ኣይቢኤም ካንቱም ኮምፒቲንግ (IBM quantum computing) እዩ። እዚ ዝዓበየ ኮምፒተር፡ ብካንቱም ፕሮግራሚን ተቓንዩ፡ ከም ደበና ሰርቨር ኮይኑ ዘገልግል ዘሎ ኸኣ፡ ካንቱም ኮምፒተር ተባሂሉ ይጽዋዕ።

ክልተ ህቡባት መዓልታዊ ስምም ዝዝከር ፍጡራት ኣለዉ። ኣንስታይን ኩላትና ንፈልጦ ኮይኑ፡ እቲ ብዙሕ ብዛዕብኡ ዘይተባህለ ግን ማክስ ብላንክ እዩ። ንሱ እዩ ኸኣ፡ ኣብ 1900 ዓ.ም. ፈላሚ መኣዝን እምኒ ናይ ካንቱም መካኒክስ ዘንበረ። ኣንስታይን ቢግ ባንክ ክፍንጀር ከሎ፡ ንጥረ (particles) ነገራት ምክፍፋል ጀሚሮም ብዝብል እዩ ዝዓጽዎ። ማክስ ግን እዚ እኹል ኣይኮነን ንዝብል ንምርግጋጽ፡ ክልተ ነገራት ኣቐሚጡ። ቢግ ባንክ ቅድሚ ምፍንጃሩ እቲ ግዜ 10 ቢልዮን ትሪልዮን ትሪልዮን ትሪልዮን ቢልዮናት ኣብ ሰከንድ እዩ ዝነበረ፡ እቲ ምፍንጃር ምስ ኣጓነፈ ከኣ 10 (35 ዜሮታት ዝሰዓቦ) ምዃኑ እዩ ኣጽኒዑ። እዚ ናይ ማክስ ብላንክ ምርምር ከኣ እዩ፡ ንምህዞ እዘን ከም ደበና ሰርቨራት ኮይነን ዘገልግላ ዘለዋ፡ ገና ዘይመናናየን ዝቐልጠፉ ካንቱም ኮምፒተራት ከዐውት ዝኸኣለ።

ተክኖሎጂ ደበናዊ ቅማረታት ብ3 ዓይነት ኣገባባት ይሰላሰል። እቲ 1ይ ውልቃዊ ደበና (Privet cloud) ዝበሃል፡ ሙብዛሕትኡ ውልቃዊ ትካላትን ዓማዊሎምን ዝጥቀምሉ። እቲ 2ይ ህዝባዊ ደበና (Public cloud)፡ ንናይ ሓባር ስራሕ፡ ኣብ ህዝባዊ ኢንተርነታት

ነቲ ካብ ደበና ዝርከብ ፍልጠት ንኽጉላዕልዕ ባይታ ዘጣጥሑ፡ እቲ ብቲፐርሲን ዝተባህለ ናይ ኮምፒተር ክኢላ፡ ኣብ 6 ነሓሰ 1991 ዓ.ም. ዝቐረበ ናይ ፈላሚ ምህዞ ዓለባ ሳሬትን (ዎርልድ ዋይድ ዌፕ WWW)፡ ስልኪ ኣልቦ ህዋሳት (snsor) ተጠቀስቲ እዮም።




ኣብዚ እዋን ኪኖ ኮምፒተራትን ሞባይላትን ብተክኖሎጂ ነገራት ብኢንተርነት፡ ኣብ ዓለምና ዝርከቡ ስጋብ 20.4 ዝበጽሑ ኤለክትሮኒካዊ መሳርሒታት በዚ ኣገባብ ተቛሪኖም ከምዘለዉን፡ ክሳብ 15 ቢልዮን ዝበጽሑ እውን ምስ ኢንተርነት ዝተራኸቡ ምዃኖም ይሕበር።

እዚ ናጸ ካብ ኣካላት ምምሕዳር ዝኾነ ዘመናዊ ተክኖሎጂ ደበናዊ ቅማረታት ዝህቦ ኣገልግሎት፡ ዘርዚርካ ዝውዳእ ኣይኮነን። ብሓፈሻ ሓበሬታ ስንቂ ስለዝኾነ፡ ፍልሰት ፍልጠት





ካብ ደበና ከኣ ትንፋስ እዩ ምባል ይቐልል። ገለ ካብ ኣበርክቶኡ ንምልላይ ግን፡ ኣብዚ እዋን ኣብ ደበና ሰርቨር ጎጉል ተፈሪጁ ብዙሓት ዓማዊል ኣጥርዩ ዘሎ፡ ንዓለምና ብ3ዲ ክንኮልላ ዘኽእለና ጎጉል ኤርዝ ዝበሃል፡ ትስፉው ፈጠራዊ ስራሕ ዘመና እዩ። እዚ ኸኣ እዩ ልዕሊ ጎጉል ካርታ፡ ኣብ ጉዕዞ ከም ሓባርን መራሕን ኮይኑ ዘገልግል ዘሎ። እዘን ዝቀላቐላ ዘለዋ ሰብ-ኣልቦ ተሸከርከርቲ፡ ነፈርትን መንኮርኮራትን እውን፡ ተገጢሙለን ብዘሎ ብዝሒ ህዋሳት ምስ ደበና ሰርቨራት እናተናበባን ካብ ጎጉል ኤርዝ ዘድሊ ሓበሬታ እናቐሰማን እየን ተልእኾአን ዘሰላስላ ዘለዋ። ከምኡ'ውን ንምርምር ዝሕግዙ ናይ ጎጉል ፍርያት ፍልያት ሲሙለተር፡ ጎጉል እስካይ፡ ጎጉል ሙንን ጎጉል ማርስን ዝበሃሉ ፕሮግራማት ኣብ ደበና ኣለዉ።

እቲ ካልእ ካብ ደበና ዝቃላሕ ዘሎ ትስፉው ኣጋጣሚ፡ ክፉት ናይ ስራሕ ዕድላት እዩ። እዞም ዝቐረቡ ዘለዉ ናይ ስራሕ ዕድላትን ጠለብ ምህዞ ፈጠራዊ ስራሓትን፡ ዶብ ዘይፈልዩን ኣብዘለኻዮ ቦታ ኴንካ ትሰርሖምን ምስ ምዃኖም፡ ኣተባባዕቲ ንሓዲሽ ወለዶ ኮይኖም ተረኺቦም ኣለዉ። ብቐረባ ንመንእሰያት ሃገርና የገድሱ እዮም ካብ ዝበልናዮም፡ ከም ምድላው ገጻት ዓለባ ሳሬት፣ ምትርጓምን ኣዲት ምግባርን መጻሕፍትን ቪድዮን፣ ምድላው ሓደስቲ ፈጠራዊ ስራሓት፡ ዝኾነ መባእታ ናይ ኮምፒተር ክእለት ዘለዎ ክሰርሖ ዝኽእል፡ ምድላው ዳታ በይዝን ምእታው ዳታን፡ ዝኣመሰሉ ብቐረባ ክጥቀሱ ይኽእሉ። ብወናኒ እስፐይስ ኤክስ ኤለን ማስክ እውን፡ ናይ 100 ሚልዮን ዶላር ሽልማት ንስብ ፈጠራ ተዳልዩ ከምዘሎ፡ ካብ ኣቃልቦ ዓለም ስሒቡ ዘሎ ዜናታት እዩ።

እዚ ዝሕተት ዘሎ ፈጠራ ስራሕ፡ ካብ ኣየርን ውቅያኖሳትን ካርቦን ዳይኦክሳይድ ምእካብን ምዕቃብን እዩ። ተሸላሚ ንኸትከውን እቲ ፈጠራዊ ስራሕ፡ ንዝወጽእ ካርቦን ዳይኦክሳይድ ስጋዕ 100 ዓመት ክዕቅብ ክኽእልን፡ ብውሕዱ ኣብ መዓልቲ 90 ኪሎግራም፡ ማለት 200 ፓውንድ ካርቦን ዳይኦክሳይድ ከወግድን ክኽእል ኣለዎ። በብመዓልቱ ብዝግበረሉ ምምያኻት ከኣ፡ ስጋብ 1 ጌጋ ቶን (ሓደ ትሪልዮን ኪሎግራም) ካርቦን ዳይኦክሳይድ ከውጽእን፡ ኣብ መጻኢ 29 ዓመት ማለት ስጋብ 2050ዓ.ም. ብውሑዱ 10 ቢልዮን ቶን ካርቦን ዳይኦክሳይድ ከውጽእ ከምዝኽእልን ከረጋግጽ ኣለዎ። እዚ ዕድል ካብ 22 ሚያዝያ 2021ዓ.ም. ተጀሚሩ ኣሎ። ናይ ሽልማት ስነ-ስርዓት ከኣ ኣብ 2025ዓ.ም. ክካየድ እዩ።

እቲ ካልእ ኣገልግሎት ደበናዊ ቅማረታት ከኣ፡ ብዓማዊል ንዝቀርቡ ዘመናዊ ምህዞታት ዕዳጋታት ምጥጣሕ እዩ። ኣብዚ እዋን ዝለዓለ እትዋት ካብ ዘመዝገቡ ዘመናዊ ፈጠራዊ ስራሓት ባበል ፊሽን ሮቦቲኪ ጋይድ ኣይድን ተጠቀስቲ እዮም። ባበል ፊሽ ብቛንቋ ንዘይራኸቡ ሰባት እናተርጎመ ዘረዳድእ መሳርሒ እዩ። ስሙ ካብ ባበል ዝበሃል ዓሳ ዝተወስደ ኮይኑ፡ ባበል ፊሽ ኣብ ዘ ሃቸርስ ጓይድ ቱ ዘ ጋልክሲ ትብል ፊልም፡ ከም ኣስተርጓሚ ቀሪቡ ስለዘሎ፡ ካብዚ ብምብጋስ እዩ ጎጉል ነዚ ዘመናዊ ተክኖሎጂ ባበል ፊሽ ኢሉ ዘጠመቆ። ሮቦቲክ ጋይድ ኣይድ ከኣ፡ ንዓይነ ስዉራን ዝሕበር መሳርሒ እዩ። ክብገሱ ከለው ኣቀዲሞም ብድምጾም ነቲ ሮቦት ሓበሬታ የስንቅዎ። ኣብ ውሽጡ ብዝርከብ ኮምፓስ (GPS) ተጠቂሙን፡ ብተገጢምሉ ዘሎ ህዋሳት ምስ ደበናዊ ሰርቨር እንዳተናበበ፡ ንዓይነ ስዉራን ብጽፈት ይመርሕ። ብሓፈሻ ደበና ብውልቅኻ ዕድጋ ፈጥርካ እቶት ተኻዕብተሉ ኣጋጣሚ እዩ። ኣብዚ እዋን ካብ ተገልገልቲ ናይ ዩቲዩብ ብዝኻዕበትዎ ሃብቲ ተጠቀስቲ፡ ፒድ ዳይፓይ ዝበሃል ስዊድናዊ ስጋብ 109 ሚልዮን ሰዓብቲ ወይ ሳብስክራይበራት ክህልውዎ ከለው፡ ዱድ ፐርፈክት ዝበሃሉ 5 ቆልዑት ከኣ 55 ሚልዮን ተኸተልቲ ዘለውዎም እዮም። ከምኡ'ውን ድራማታትን ሙዚቃታትን ፍርያት ሃገርና፡ ካብ ከብሒ ዳታ በይዝ ናይ ዩቲዩብ ደበና ሰርቨር እንዳመዘዝና ንዛነየሉ ዘለና፡ ምንጪ እታዊታቶም ካብዚ ተክኖሎጂ እዩ።

ብሓፈሻ ጸጋታትን ህያባትን ደበናዊ ቅማረታት ተንቲንካ ስለዘይጭረስ፡ ኣብዚ ዘበነ ኢንዱስትሪ ዛዚምና ናብ ዘበነ ሓበሬታ ንሰጋገረሉ ዘለና እዋን፡ ሌላና ምስ'ዚ ተክኖሎጂታት ክዓዝዝ ይግባእ። ኣጠቓቕምና ንኢንተርነት እውን፡ ኣብ ፊልምታት ምርኣይን መልእኽታት ምልዋጥን ጌይም ምጽዋትን ከይተሓጽረ፡ ደበና ሓሰስ ኢልና ፍልጠትና ክነዕብይ እዩ ዝምከር ዘሎ። ስለዚ ጽፉፍ ፍልጠት ንምቅሳምን ኣብ ደበና ነቀምጦም ሰነዳት ድሕነትን ጸጥታን ንምውሓስን ከኣ፡ ኣብ ዝመጽእ ሕታም ብዛዕባ ሳይበር ሰኪሩትን ጠለፍትን (hackers) ክንዝተ ኢና።

*Messenger RNA (mRNA)*

# መሰንጀር ኣር.ኤን.ኤ. ኣብ ምምስራሕ መከላኸሊ ክታበት

**ኣሴር ሰሎሞን**

ኣብ ወዲ-ሰብ ዝተፈላለየ ሕማማት ካብ ዘስዕቡ ህዋሳት ሓደ ደቂቕ ክፋል ዝተሰከመ ሰብ-ሰርሖ መልእኽተኛ (messenger)፡ ናብ ውሽጢ ኣካላት ወዲ-ሰብ ከምዝኣቱ ብምግባር፡ ነቲ ሕማም ዝከላኸል ስርዓት (immune system) ናይ ሰብነትና ግብረ-መልሲ ክህብ ዝድርኽ ዘመናዊ ተክኖሎጂ፡ ካብ ሕጂ ንድሓር ንብዙሕ ሕማማት ዝከላኸል ክታበት ኣብ ምፍራይ ዓቢይ ኣበርክቶ ክገብር ትጽቢት ይግበረሉ። ምስ ምምሃዝ ክታበት ኮቪድ-19 ድማ ሊቃውንቲ ኣብዚ ተክኖሎጂ'ዚ ልዑል እምነት ኣሕዲሮም ኣለዉ።

እዚ፡ ሜሰንጀር ኣር.ኤን.ኤ. (messenger R.N.A ወይ m.R.N.A.) ዝብል ስም ዝተዋህቦ ተክኖሎጂ፡ ክታበት ኮቪድ-19 ኣብ ሓጺር ግዜ ንምምስራሕ ዝሓገዘ ምኗኑ ሊቃውንቲ ባዮ-ተክኖሎጂ ይገልጹ። ካብዚ ዕዉት ተሞኩሮ ናይ ኮቪድ 19 ብምብጋስ ድማ፡ ንኻልኦት ዛጊት ክታበት ዘይተረኸበም ሕማማት ዝኸውን መከላኸሊ ንምምሃዝ ተመራመርቲን ሓያሎ ናይ መድሃኒት ኩባንያታትን ኣተኩሮ ገይሮምሉ ኣለዉ። ድሮ በዚ ተክኖሎጂ'ዚ ናይ ካንሰር ክታበት ንምርካብ ዕምቈ ዝበለ ምርምር ምክያድ ተጀሚሩ ኣሎ። ጀርመናዊ ኩባንያ ባዮንቴክ ንኣብነት፡ በዚ ተክኖሎጂ'ዚ መከላኸሊ ዓሶ ክታበት ንምርካብን ኣብ ጥቕሚ ንምውዓልን ይጓየ ኣሎ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ውጽኢታዊ ክታበት ኮሮና-ቫይረስ ኣብ ምፍራይ ዝርከብ ጀርመናዊ ኩባንያ ባዮንቴክ፡ ዝመጽእ ዓመት (2022) መከላኸሊ ክታበት ሕማም ዓሶ ንምርካብ ኣብ ሰባት ፈተነ ከምዘካይድ ኣፍሊጡ ኣሎ። ነዚ ክታበት'ዚ ንምምስራሕ ዝጥቀመሉ ዘሎ ተክኖሎጂ ድማ፡ ብቐንዱ መሰንጀር ኣር.ኤን.ኤይ. ምኳኑ ኣብዚ ቀረባ ግዜ ዘወጽኦ መግለጺ ይሕብር። ናይቲ ኩባንያ ዋና ኣካያዲ ስራሕ፡ መከላኸሊ ክታበት ሕማም ዓሶ ምፍራይ፡ ኣብ ዓለምና መጠን ሞት ብዓቢ ደረጃ ዘጉድል ብምኳኑ፡ እቲ ኩባንያ ልዑል ኣተኩሮ ከምዝገበረሉ ይገልጽ። ውሕስነት ዘለዎን ውጽኢታዊን ክታበት መከላኸሊ ዓሶ ንምምስራሕ ድማ፡ ኣብ ተክኖሎጂ መሰንጀር ኣር.ኤን.ኤይ. ምሉእ እምነት ኣሕዲሩ ምርምር የካይድ ከምዘሎ ይሕብር።

ንምኳኑ እዚ ኣብ ሓጺር እዋን፡ ንዝተፈላለየ ሕማማት ዝከላኸል ክታበታት ንምፍራይ ክሕግዝ ተስፋ ተነቢርሉ ዘሎ፡ ሰብ ሞያ ባዮ-ቴክ፡ "ተክኖሎጂ መሰንጀር ኣር.ኤን.ኤይ" ኢሎም ዝጽውዕዎ ተክኖሎጂ እንታይ ዓይነት እዩ? ሓድሽ ምህዞ ድዩ ወይስ ዝጸንሐ?

ከምዝፍለጥ ክሳብ ሕጂ ኣብ ጥቕሚ ውዒሎም ዝርከቡ ክታበታት፡ ነቶም ሕማማት ዘምጽኡ ህዋሳት ብህይወቶም ግን ብኣዝዩ ውሑድ መጠን ናብ ኣካላት ሰብ ብምእታው፡ ስርዓተ ምክልኻል ሕማማት ሰብነትና፡ ነቶም ህዋሳት ዘጥቅዕ ቀመም ከምዘማዕብል ዝገብሩ እዮም። ተክኖሎጂ m.R.N.A. ግን ፍሉይነት ኣለዎ። ሰብ ሞያ ከምዝገልጽዎ እቲ ሕማም ዘምጽእ ህዋስ ቫይረስ፡ ባክተርያ ይኹን ፓራሳይት ከምዘለዎ ኣይኮነን ናብ ኣካላት ሰብ ዝኣቱ። ተክኖሎጂ m.R.N.A.፡ ስሙ ከምዝሕብሮ፡ ዕማሙ መልእኽቲ ምትሕልላፍ እዩ። ካብ ወሰንቲ ኣካላት ናይቲ ሕማም ዘስዕብ ህዋስ (ቫይረስ፡ ባክተርያ፡ ፓራሳይት) ንእሽቶ ቅንጣብ ወይ ቅምሶ፡ ብሰብ ሰርሖ ኣገባብ ብምውሳድ፡ ከም ኮድ ኮይኑ ናብ ኣካላት ሰብ ከምዝኣቱ ብምግባር ሓበሬታ ምሃብን በዚ መልእኽቲ'ዚ ድማ ሰብነትና ነቲ ህዋስ ዝጻረር ፕሮቲን ንኽፍሪ ምእዛዝን እዩ እቲ ኣገባብ።

በዚ ኣገባብ'ዚ እቲ ናብ ኣካላት ዝኣተወ ኮድ፡ ንሰብነትና፡ ፕሮቲን ክፍሪ ትእዛዝ ይህቦ። ሰብነትና እዚ መልእኽቲ'ዚ ምስ በጽሖ፡ ዝኾነ ከጥቅዕ





ዝመጸ ባዕዳዊ ኣካል ከምዝለሎን ብምርዳእ ንዕኡ ዝከላኸል ቀመም ይምስርሕ። እዚ ማለት ተክኖሎጂ m.R.N.A. ነቲ ናይ ሰብነትና ባህርያዊ መከላኸሊ መካኒዝም እዩ ዝእዝዝ። ብሓጺሩ ሰብነትና ሓደ ዘጥቅዕ ኣካል መጺኡ ከምዘሎ ፈሊጡ ከምዝነቅሕን ንምክልኻሉ ዘድሊ ነገዲ ከምዝፈጥርን ዝገብር እዩ።

ሰብ ሞያ ከምዝብልዎ፡ በዚ ተክኖሎጂ'ዚ ዝፈሪ ዓይነታት ክታበት፡ ናብቲ ሕመረት ዋህዮታት ዝኾነ ኣካል ማለት ኒዩክለስ ሰርሲርካ ከይኣቶኻ፡ ናብቲ "ሳይቶፕላዝም" ዝተባህለ ንኒዩክለስ ዘኸብቦ ፈሳሲ መልእኽቲ ብምስዳድ፡ ባዕዳዊ ኣካል ዝጻረሩ ፕሮቲናት ንኸፍሪ ትእዛዝ ብምሃብ፡ እቲ ሕማም ዘምጽእ ህዋስ ገና ብህይወቱ ኣብ ኣካላትና ከይኣተወ ከሎ፡ መከላኸሊ እተማዕብለሉ ኣገባብ እዩ።

እዚ ተክኖሎጂ'ዚ ካብቲ ዝቐደመ ኣገባብ ምምስራሕ ክታበታት ፍሉይ ዝገብሮ፡ ብቐሊሉ ክዳሎ ዝኽእልን ብብዝሒ ኣፍሪኻ ናብ ኩሉ ከተባጽሖ ዝቐለለን ብምዃኑ እዩ። ምሉእ ስምናይዚ ተክኖሎጂ'ዚ፡ መሰንጀር ሪቦኑዩክሊክ ኣሲድ (messenger ribonucleic acid / mRNA) እዩ። እዚ ተክኖሎጂ'ዚ ኣብ 1990 ዓ.ም. ንመጀመርታ ግዜ ኣብ ኣናጹ ተፈቲኑ ምንባሩ ሊቃውንቲ ይገልጹ።

ቡቲ ሽዑ ዝተገብረ ፈተነ፡ ቅምሶ ካብ ኣካላት ናይቶም ሕማማት ዘምጽኡ ህዋሳት ብምውሳድ፡ ሰብነት ነቶም ህዋሳት ዘጥቅዕ ቀመም ከፍሪ ምእዛዝ ከምዝከኣል ኣንፈት ሂቡ ነይሩ። ኣብ 90ታት እቲ ምርምር ክቕጽል ድሕሪ ምጽናሕ፡ ኣብ 2005 ተወሳኺ ን ዝሓሸ ውጽኢት ዝተረኽቦን ፈተነታት ኣብ ከም ኢንፈሉዌንዛን ሕማም ዕቡድ ከልቢን ዝኣመሰሉ ሕማማት ተኻይድሉ፡ ተስፋ ዝህብ ምልክታት ኣርእዩ።

ኣብ 2019፡ ኮቪድ-19 ናብ ኩሉ ኩርናዓት ዓለም ተዘርጊሑ፡ ብዙሕ ህይወት ክቕዝፍ ምስ ጀመረ፡ ሊቃውንቲ ናብዚ ተክኖሎጂ'ዚ እዮም ተጓይዮም። እቲ ኣቐዲሙ ክካየድ ዝጸንሐ ምርምራት ስለዝሓገዘ ድማ፡ ሕማም ኮሮና ቫይረስ ኮቪድ 19 ዝከላኸል ብቐዕ ክታበት ኣብ ሓጺር ግዜ ንምፍራይ ተኻኢሉ።

እዚ ዓወት'ዚ፡ ንብዙሓት ናይ መድሃኒት ኩባንያታትን ተመራመርቲን፡ ብተክኖሎጂ m.R.N.A. ኣንጻር ዝተፈላለየ ሕማማት ክታበት ንምስራሕ ክቅዳደሙ ደሪኹዎም ኣሎ። ጀርመናዊ ኩባንያ ባዮንቴክ ድማ፡ ኣብ 2022 ንዓሶ ዝከላኸል ክታበት ኣብ ሰባት ክፍትን ወጢኑ ከምዘሎ ብወግዒ ኣፍሊጡ ኣሎ።

ፕረዚደንት ኮሚሽን ኤውሮጳ፡ ኡርሱላ ቮን ደር ሊየን፡ ተክኖሎጂ m.R.N.A. ኣብ ሕክምናዊ ስነፍልጠት፡ ዓቢ ለውጢ ብሓጺሩ ናይ መድሃኒት ሰውራ ከምጽእ ዝኽእል ምዃኑ ምልክታት እናርኣና ኢና" ይብል።

ብርግጽ ድማ፡ ሕማም ዓሶ በዚ ተክኖሎጂ'ዚ ምጥፋእ እንተተኻኢሉ ናይዚ ወለዶ'ዚ ዓቢ ህያብ ንዳሕረዎት ወለዶ እዩ። እዚ ተክኖሎጂ'ዚ ቅልጣፈ ዘለዎ ኣብ ርእሲ ምዃኑ ንዝኾነ ሕማም ክጥቀም ስለዝኽእል፡ ሊቃውንቲ እቲ ተበጺሑ ዘሎ ምዕባለ ዘተስፉ ምዃኑ ይገልጹ።

ሕማም ዓሶ፡ ኣብ ሃሩራዊ መስመር ዓለምና ንዝርከቡ ሚልዮናት ኣህዛብ ዘጥቅዕ፡ ኣብ ዓለምና ብዙሕ ህይወት ክቕዝፍ ዝጸንሐ፡ ከቢድ ቁጠባዊን ማሕበራዊን ዕንወት ዘኸትል ሕማም እዩ። በዚ ምኽንያት ተመራመርቲ፡ ሕማም ዓሶ ዝከላኸል ክታበት ንምርካብ ንብዙሕ ዓመታት ጻዕርታት እኳ እንተካየዱ ውጽኢታዊ ኣይነበረን። ኣብዚ ቀረባ ግዜ ክታበት ኣስትራዜኒካን ዘፍረየ ናይ ዓዲ እንግሊዝ ዩኒቨርሲቲ ኦክስፎርድ፡ ተክኖሎጂ m.R.N.A. ብምጥቃም፡ "R-21 ማትሪክስ ኤም" ዝተባህለ መከላኸሊ ዓሶ ክታበት ብምምሃዝ፡ ኣብ ቡርኪናፋሶ፡ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ሰባት ፈቲኑዎስ 70% ውጽኢታዊ ምዃኑ ኣፍሊጡ ነይሩ። ጀርመናዊ ኩባንያ ባዮንቴክ ኣብ 2022 ክፍትኖ እየ ዝበሎ ዘሎ ክታበት ከኣ፡ ካልኣይ ምዃኑ እዩ።

እዚ ትስፉው ኣንፈት ሒዙ ዘሎ መከላኸሊ ዓሶ ክታበት፡ ብምልኣት ኣብ ዝዕውተሉ፡ ኣብ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም፡ ብፍላይ ድማ ኣብቲ ብዓሶ ዝጥቃዕ ሰፊሕ ክፋል ኣፍሪቃ ክፈጥሮ ዝኽእል መስተርሆት ቀሊል ኣይኮነን።

ተክኖሎጂ m.R.N.A.፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ንዝተፈላለየ ሕማማት ዝከላኸል በብዓይነቱ ክታበታት ንምፍራይ ዕድል ክፈጥር ሊቃውንቲ እምነት ኣሕዲሮምሉ ኣለዉ። እዚ ተክኖሎጂ'ዚ ነቲ ዝጸንሐ መስርሓትን ኣገባባትን ምፍራይ ክታበት ዝልውጥ ስለዝኾነ፡ ነቲ ብኻልእ ኣገባባት መከላኸሊ ዓሶ ክታበት ንምርካብ ካብ ነዊሕ ዓመታት ጀሚሩ ክካየድ ዝጸንሐ ፈተነታት ደው ክብሎ ይኽእል እዩ። እዚ ብውድብ ጥዕና ዓለም፡ ብማእከላት ምክልኻል ሕማማት ኣፍሪቃን ኤውሮጳዊ ሕብረትን ምትብባዕ ዝግበረሉ ዘሎ ምርምር፡ ነቲ ኣብ ዓመት 400,000 ህጻናት ዝበዝሑ ካብኦም ኣብ ኣፍሪቃ ዝቕዝፍ ዘሎ ሕማም ዓሶ ንምጥፋእ ዓቢ ስጉምቲ ምዃኑ ተመራመርቲ ይገልጹ።

## ባህልን ስነጥበባትን

**“እንተላይ ንሰደድ ዝዓለመ ብዓይነቱ ብሉጽን ፍሉይን ኢዱ ስርሓት ከፍሪ ዩ ባህገይ”**

# ወግዒ ምስ ስነጥበበኛ ሳምራዊት ዓንዳይ ኣፍራዪት ኣቕሑ ሀያብን ስልማትን

*ንትፈትዎ ሱብ ህያብ ክትሁብ እንተሓሲብኩ፡ እንታይ ግድኻ ናብ ስነጥበበኛ ሳምራዊት ዓንዳይን ብጾታን ምምራሕ`ዩ። ኣብ ቅንያት ሓድሽ ዓመት፡ ብሃማደኤ ተወዲቡ ኣብ ጎደና ሓርነት ኣብ ትሕቲ ጽላል ቀጽሪ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ብጉጅለ ስነጥበበኛታት ደቀንስትዮ ተዳልዩ ዝቐርብ ቡብዓይነቱ ውቁብ ስልማታትን ናይ ካይላ ስርሓትን ይጸንሓካ`ዩ። ግዝእ ኣይትግዝእ ናብ`ቲ ብውቁባት ደቀንስትዮ እተዳለወ ውቁብ ጥበባዊ ስርሓት ከይተኣለኻ ክትሓልፍ ዘይሕሰብ`ዩ።*

*ብ1993 ኣብ ኣስመራ ማይ ተመናይ ዝተወልደት ፋሕፋሕ እትብል መንእሰይ ስነጥበበኛ ሳምራዊት ዓንዳይ ሓንቲ ካብ`ተን ኣዳለውቲ መሳጢ ጥበባዊ ስራሕ እያ። ዓመት መጸ ኣብኮራ ኣይትፈልጥን። ኣብ ኤክስፖ`ውን ኣብ ቅንያት ሃገራዊ ፈስቲቫልን ምርኢት መጻሕፍትን ብተመሳሳሊ። ፍርያታ፡ ኣብ ከም በዓል ጋለሪ (ጥቓ ንያላ) እውን ይዝርጋሕ`ዩ። ናይ ገዛእ ርእሳ መዘርግሒ ወይ መሸጢ ቦታ ክትገብር ናይ ቀረባ መጻኢ ሕልማ እዩ።*

*ሳምራዊት፡ ናይ መባእታ ትምህርታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ማይተመናይ፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ፡ ካልኣይ ደረጃ ድማ ኣብ ኣስመራ ሓፈሻዊ ድሕሪ ምክትታል ናይ 12 ክፍሊ ትምህርታ ንምቕጻልን ሃገራዊ ግቡኣ ንምፍጻምን ኣብ መበል 24 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ብምኳን ንሳዋ ወሪዳ። ድሕሪኡ ኣብ መሰልጠኒ መምህራን ናይ ሓደ ዓመት ኮርስ ተኸታቲላ። ብዘይካ`ዚ ሳምራዊት ኣብ ሰለስተ ዓውድታት ማለት ቅብኣ፡ ስርሓት ዑንቐን ካይላን ብምንጣፍ ኣብ'ዚ ዓውዲ ዓቢ ኣበርክቶ ትገብር ኣላ።*

*ሳምራዊት ብመገዲ ሃማደኤ ናብ ህንዲ ዑደት ብምግባር፡ ኣብ ተመሳሳሊ ዓውዲ ንጥበባዊ ስርሓ ዘሐይል ተሞኩሮ ቀሲማ`ያ። ስዒቡ ቀሪቡ ኣሎ።*





**◆ ሕራይ ስነጥበበኛ ሳምራዊት፡ ኣብ ቅብኣ፡ ስርሓት ዕንቍን ካይላን ኢኺ ትነጥፊ። እስከ ብቕብኣ ክንጅምር። ብኸመይ ኢኺ ኣብ’ዚ ሞያ ክትግደስን ክትዋስኣን ጀሚርኪ?**

ስእሊ ብቑልዓይ ተማሃሪት መባእታ ኣብ ዝነበርኩሉ ብፍሉይ እምስጠኒ ምንባሩ እዝክር። ድሕሪኡ ባዕለይ ክፈታትን ጀሚረ። በብቕሩብ ድማ እናማዕበልክዎ መጺአ።

**◆ እንታይ ምስኣል ይብርሃኪ ነይሩ? እታ ቀዳመይቲ ዝሰኣልክዮኺ ከመይ ትዝክርያ?**

ከምዚ ናይ ላንድስከይፕ ዓይነት ምስኣል እዩ ዝብርሃኒ ነይሩ። ምስሊ ሰባት ኣብ ምስኣል ክንድ’ቲ ኣይነበርኩን። እታ ቀዳመይቲ ዝሰኣልክዋ፡ ናይ ቅርጺ መሬት (ላንድስከይፕ) ኮይኑ፡ ኣብ ከምዚ ዕራርቦ ጸሓይ ገይረ ክስእላ እዝክር።

**◆ እንታይ ሕብሪ ትፈትዊ**

ሊላ ኣዝየ እየ ዝፈቱ። ኣብ ዝበዝሐ ነገራት ሊላ ደስ ይብለኒ እዩ።

**◆ ሓንቲ ካብ’ቶም ኣብ 2011 ብንውሓቱ ኣብ ዓለም ክብረወሰን ዝሓዘ፡ 7.2 ኪ.ሜ ዝንውሓቱ ብኢድ ዝተሳእለ ቅብኣ ዘዳለዉ 800 ተመሃሮውን ኢኺ። ናትኪ ኣበርክቶ ከመይ ነይሩ?**

እቲ ስራሕ ብቐንዱ ናይ ሃማመተኤ ኮይኑ፡ ነቲ ናይ ስእሊ ስራሕ ስነ-ጥበበኛ ሃብቶም (ኣባሓጎይ) እዩ ዝመርሖ ነይሩ። ኣነውን ከምቶም ካልኦት መንእሰያት ዓቕመይ ኣበርኪተ። ኣብኡ ክሳተፍ ዕድል ምርካበይ ሓበን እስመዓኒ። ምኽንያቱ እቲ ስራሕ ክብድ ዝበለ ደኣ ይኹን’ምበር፡ ኣብ ዓለም ብንውሓቱ ቀዳማይ (The Longest Painting) ብምዃኑ ፍሉይ’ዩ። እቲ ቴማ “ካብ ብከላ ናጻ ዝኾነት ዓለም” ዝብል’ዩ ነይሩ። ብልክዕ ከኣ ኢና ነቲ ቴማ ኣንጸባሪቕናዮ።

**◆ ካብቲ ስራሕ እንታይ ዝጨበጥ ተሞኩሮ ቀሲምኪ?**

ኣዝዩ ብዙሕ’ዩ። ካብ ኩለን ዞባታት ዝመጹ ተመሃሮን መንእሰያትን ንኽልተ ወርሒ ዝኸውን ኣብ ውሽጢ ቀጽሪ ኤክስፖ ምስ ሕብርታት ኢና ቀኒና። ኣብኡ ብዙሕ ኢና ክሲብና። ሕብርታት ኣዳዊስካ ዘድልየካ ሕብሪ ክተምጽእ ምኽኣል፡ ኣላኺያ ሕብሪ ወዘተ.

እቲ ስራሕ ምስ ወዳእና፡ ኣብ ጋለሪ ምርኢት ኣቕሪብና፡ ካብዚ እዩ ዝጅምር እቲ ስራሕ።

**◆ ድሕሪኡ’ኸ?**

ድሕሪኡ ነዚ ናይ ቅብኣ ወይ ስእሊ ስራሕ ኣቋሪጸ ናብ ስርሓት ዕንቍን ካይላን እየ ዘምቢለ።

**◆ ከመይ?**

ማለተይሲ ዝኾነ ሰብ ኣብ ዝተኸድኖ ዘብለጭልጭ ነገራት (ናይ እዝኒ፡ ናይ ክሳድ፡ ናይ ኢድ) እንተርእየ ክፍትኖ ደስ እብለኒ ነይሩ። ብኸምኡ ኸኣ ጀሚረዮ።

**◆ ብዕንቍ እንታይ ትሰርሒ ማለትዩ?**

ዝተፈላለየ ዓይነት ናይ ኢድ፡ ናይ ክሳድ ናይ እዝኒ ስካፍ፡ ፊኮ፡ ቁልፊ፡ ቆቢዕ፡ መትሓዚ መፍትሕ ካልእን’የ ዝሰርሕ። እዚ ክብለካ ከለኹ፡ ብዕንቍ ጥራይ ዘይኮነ ብሌዘር ቁርበት፡ ሪቫን፡ ዝተፋሕሰ ገመድ ወዘተ. እውን እጥምቀምየ። ብባህላውን ዘመናውን ኣገባባት ገይረ እሰርሖ። እቲ ዝሰርሖ ስራሕ ንኽልቲኡ ጾታ ኣብ ግምት ዘእተወ’ዩ።

*** እቲ ዑንቍታት ካበይ ኢኺ ትረኽብዮ?**

- ብፍላይ ንዑንቍ ኢሉ ዝመጽእ ንብረት ኣይኮነን። ገለ ትረክብ ኢኻ ዝበዝሐ ግን ንመስርሕ ጫማ ኢሉ ዝመጽእ’ዩ። ባዕለይ ተጣቢበ ከኣ’የ ዝሰርሖ። እቲ ዲዛይናት ወይ ቅድታት ተጣቢበ ዝገብሮ’ምበር ብኸምኡ ተሰሪሑ ዝመጽእ ኣይኮነን።

**◆ እዚ ምስ ዑንቍ ዝተኣሳሰር ስርሓት ካብ መዓስ ኢኺ ጀሚርክዮ?**

ካብ 2012።

**◆ ነዚ ስራሕኪ ዝሕግዝ መወከሲ ኣለኪ’ዶ?**











እቲ ዝበዝሐ ባዕለይ ዝምህዞ'ዩ። ሳሕቲ'ውን ዳህሳስ እገብር'የ።

**◆ ካብ ትገብርዮ ዳህሳሳት**

ኣብ ከም ኢንተርነት፡ ኣፕሊከይሽን፡ ኣብ ሰባት ዝወድይዎን ካልእን።

**◆ ሓንሳእ ዝሰራሕካዮ ክትደግምዮ ከመይ? ዘጸገመኪ እዋን ኣሎዶ?**

ሙብዛሕትኡ እደግሞ'የ፡ ገለ ግን ኣሎ ካብ ኢደይ ከኸደኒ ዘይደልዮ። ደሓን ዋጋ ረኺበሉ ከለኹ፡ ግን ከኣ ዋላ እቲ ማተርያል'ውን ደጊመ ክረኽቦ ከጸግመኒ እዩ ኢለ እሓስብ እሞ፡ ሰኽፍክፍ እናበለኒ እሸጦ።

**◆ ቅድሚ ገለ ዓመታት ናይ ዑንቁ ስራሓትኪ ብመልክዕ ኤክዚቪሽን ኣርኢኺ ኔርኪ?**

ጽቡቕ ኣለኻ። እቲ ኤግዚብሽን ምስ ሃማደኤ ዞባ ማእከል ብጉጅለ ኮይንና ኢና ኣቕሪብናዮ። ኣብ'ቲ ማሕበር'ውን ጥርንፍቲ'የ። ኣብ በዓላትን ጽንብላትን ብእኩብ ኢደ ጥበባዊ ስርሓት ነቕርብ ኢና።

**◆ እዚ ብዑንቍ ዘጌጸ ስርሓት ተጠላብነቱ ከመይ'ዩ?**

ብዙሕ ተጠላብነት'ዩ ዘለዎ፡ ብፍላይ ብመንእሰያት ማለት'ዩ። ምስ ፋሽን ማለት ዘመናዊ ቅዲ ስለ ዝጥቀም ከኣ ዝያዳ ንመንእሰያት ሰሓቢ ይኸውን። ካብ ደገ ዝመጹ ኣብ ቆርበት፡ ኣብ ዕንጸይቲ ዝሰኣሎ ከም ባንዴራ ኤርትራ መሳሊ ኣሎ፡ ዝያዳ ንዕኡ'ውን ዝመርጹ ኣለዉ። ብዘይካኡ ኸኣ ብኽምዚ ዓይነት ቅዲ ስርሒልና ኢሎም ንዝጠልቡ'ውን ጠለቦም ኣማልኣሎም'የ።

**◆ ኣብዚ ሞያዚ ዝተሓጋገዙኺ ኣለዉ'ዶ?**

ኣብ ገዛና ዓቢ ደገፍን ምትሕግጋዝን'ዩ ዝግበረለይ። ማማ ብቐንዱ ኣሕዋተይ፡ ቤተሰበይ፡ መሓዙተይ ዓቢ ሓገዝ'ዮም ዝገብሩለይ። ኣብዚ ናይ ኢደ-ጥበብ ስርሓትን ባህርያተይን ናይ ባባ ከም ዝወሰድኩ'ውን ማማ ትነግረኒ'ያ።

**◆ ብዛዕባ ባባኺ**

ዓል 10 ዓመት ከለኹ ብዙሕ ከየስተማቐርክዎ'ዩ ተሰዊኡ።

**◆ ናብ ስርሓት ካይላ ከንሓልፍ ሳምራዊት። እዚ ሞያዚ ብኸመይ ኢኺ ኣቲኺዮ?**

እዚ'ውን ካብ ቁልዕነተይ እዩ ዝጅምር። ቆልዓ እንከለኹ ጭቃ ኣቕምጢዐ ዝተፈላለየ ቅርጺታት ከውጽእ እዝከረኒ። ኣብ 2009 ተመሃሪት 2ይ ደረጃ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን ግና ዝያዳ ክግደሰሉ ጀሚረ። ድሕሪኡ ካብ ሳዋ ምስ ተመለስኩ ኣብ 2014 ኣብ ቤት ትምህርቲ ማይ ተስፋ ናይ ትሽዓተ ወርሒ ስልጠና ወሲደ።

**◆ እቲ ስልጠና ከመይ ረኺብክዮ?**

ጽቡቕ ነይሩ። ብዙሕ ጻዕርን ድኻምን ዝሓትት'ዩ።

**◆ ስርሓት ካይላ ፍሉይነቱ ከመይ ትገልጽዮ?**

ፍልይነቱ ደኣ ከምዚ ዝበልኩኻ ብዙሕ ጻዕርን ድኻምን'ዩ ዘለዎ። መጀመርታ ካብ ወሰናስን ዲጋ ኢኻ ዝነቕጸ ዋላኻ ዝዓይነቱ ሓመድ ተምጽእ። ፈርከሽከሽ ኢሉ ጭቃ ዝግ ምስ በለ፡ ነቲ ማይ ተዝፍሮ፡ እቲ ጭቃ ትርር ምስ በለ ትለውሶ'ሞ ነታ ብኢድካ ዝሰኣልካያ ቅርጺ ተትሕዞ።







ድሕሪኡ ከይነቅዕ ብኃማ ትሽፍኖ፡ ምስ ነቐጸ ኣብ ሓዊ ትጠብሶ ማለት'ዩ። እዚ ክጠቓሰልካ ዝጸናሕኩ መስርሓት፡ እቲ ስራሕ ክሳብ ክንደይ ከቢድን ትዕግስቲ ዝሓትትን ምኳኑ'ዩ።

**◆ እዚ ስርሓት ካይላ ኣበይ ኮይንኪ ኢኺ ትዓይዮ?**

ኣብ'ቲ ዝተማሃርክሉ ቤት ትምህርቲ ማይ ተስፋ ኮይነ'የ ዝሰርሖ። እቶም መምህራን ይተሓባበሩንን የተባብዑንን'ዮም። ኣብኡ ተማሂረ ኣፍራይት ኮይነ ክርእዩኒ ከለዉ ኣዝዮም'ዮም ዝሕጎሱ።

ኣብዚ እዋን'ዚ ድማ ኣብ ሓደ እንዳ ጽርበት ዕንጸይቲ መስርሒ ስቱድዮ ረኺበ ኣለኹ። ወናኒ ናይቲ ትካል (ኣቶ ፍጹም) ንስርሐይ ርእዩ ከተባብዓኒ ኢሉ እዩ ኣፍቂዱለይ። ኣብ መጻኢ ብዕንጸይቲ ዝስራሕ ሓባራዊ ስራሕ ክነፍሪ እውን ኣብ መደብ ኣሎና። በዚ ኣጋጣሚ ከየመስገንክዎ ክሓልፍ ኣይደልን።

**◆ ኣብ ስርሓት ካይላ'ኺ ኤግዚቢሽን ኣቕሪብኪዶ ትፈልጢ?**

ንመጀመርታ ግዜ ምስ ጉጅለ ስነጥበብ ፒኮክ ኮይነ (ኣብ 2013) ናይ ካይላ ስርሓተይ ዘንጸባርቕ ኤግዚቢሽን፡ ኣብ ጋለሪ ኣቕሪበ። ኣብ ፈስቲቫል ኤክስፖ፡ ምርኢት መጻሕፍቲ፡ ኣብ ሓደሽ ዓመት ድማ ኣብ ቀጽሪ ሚኒስትሪ ትምህርቲ፡ ኣብ ኤርትሮ ጀርመን ወዘተ. ኣቕሪበ ኣለኹ።

**◆ ብካይላ እንታይ እንታይ ኢኺ ትሰርሒ?**

ብዝተፈላለየ ቅዲታት ከም ናይ ኮሞ መብራህትታት፡ ባዞታት ናይ ፍዮሪ፡ መትሓዚ ሽምዓ ናይ ፒሮታት፡ ቢያቲታት ናይ ፍሩታ ዝኣመሰሉ'የ ዝሰርሕ።

**◆ እንታይ ግብረ- መልሲ ረኺብክሉ?**

ንመጻኢ ክቕጽሎ ዝድርኽ መተባብዒ ተለጊሱለይ ጠለባት'ውን ረኺበሉ'የ።

**◆ ባህላዊ መሳሪሕታትና'ኸ ብካይላ ክስራሕ ኣይከኣልን ድዩ?**

ይከኣል'ዩ ግን ከም ሑጻ ዝኣመሰለ ይሕወሶ'ዩ። ናቱ ናይ ገዛእ ርእሱ ኣገባባት'ዩ ዘለዎ። ኣገዳስነቱ ይረኣየኒ'ዩ፡ ኣገባቡ ምፍላጥ ከኣ ወሳኒ'ዩ። እዚ ኣነ ብካይላ ዝሰርሖ ዘለኹ ማይ ዝሕዝን ኣብ ሓዊ ዝሰኸተትን ኣይኮነን።

**◆ ከም ጓልኣንስተይቲ መጠን ንስርሓት ካይላ ከመይ ትገልጽዮ?**

ሓቂ `ሓይሽ ኣድካሚ'ዩ። ትግሃት ይሓትት። ፍቕሪ ወይ ድሌቱ እንተሎካ ግና ትጻወሮ ኢኻ።

**◆ ስርሓት ካይላ ብደቀንስትዮ ዝውቱር ኣይኮነን። ካብዚ ቀረባ እዋን'ዩ ዝቀላቐል ዘሎ'ሞ ብዛዕባዚ እንታይ ምበልኪ?**

ቀዳማይ ነገር ዝኾነ ሞያ ፍቕሩ ክህልወካ ኣለዎ። ዝንባለ ድሌት'ውን ወሳኒ'ዩ። ስለ ዝተማሃርካዮ ጥራይ ኣይኮነን። ናይ`ዚ ሞያ'ዚ ፍቕሪን ዝንባለን እናሃለወን ግን ዘይስዕብኦ ወይ ዘይጥቀማሉ ኣለዋ። ገሊኣን ክሰርሓሉ ይጸንሓ ምስ ተመርዓዋ ይጥንጥንኦ'ሞ ኣብ ተጻባይነት ይወድቃ። ስለዚ ዝኾነ ሞያ ናቱ ክብሪ ስለዘለዎ ክንስዕቦን፡ ብውጽኢቱ ድማ ረባሕቲ ኮይንና ንርእሰና ክንከውን ስለ ዘኽእለና ብትግሃት ክንጽዕረሉ ኣለና እብል።

**◆ ፍርያትኪ ኣታዊታት ትረኽብሉ'ዶ?**

ክንድ`ቲ ትደኽሞን ትጽዕሮን ደኣ ኣይኮነን እምበር፡ ኣታዊታት ደኣ ኣይሰኣኖን እዩ። ሕብረተሰብ ምስ ግዜ ኣገዳስነት ናይ`ቲ ስራሕ እናፈለጦን እናተገንዘቦን ምስ ከደ ዝያዳ ዘዕግብ ኣታዊ ክርከቦ ዝኽእል ምኳኑ ግን ፍሉጥ'ዩ። ክሳዕ ሕጂ ዝበዝሕ ኣብ ኤግዝቢሽን ከቕርቦ ከለኹ'የ ጠለባት ዝረክብ። ገለ እዋን ብሰበ-ሰብ እረኽበሉ፡ ከም ኣብ ጋለሪ፡ ኣስመራ ፓላስ፡ ጆይ ኢንተርነት ካፈ ዝኣመሰሉ ትካላት'ውን እዝርግሕ'የ።

ብዘይካኡ ኣብ ወርሒ ግንቦት 2015 ኣብ ፈስቲቫል ሚላኖ'ውን ምስ ሃማድኤ ዞባ ማእከል ብጉጅለ ዘዳለናዮ ፍርያትና ንምርኢት ቀሪቡ ነይሩ'ዩ። ኣድናቔት ረኺቡ ምንባሩ`ውን እዝክር።

በዚ ኣጋጣሚ ንሃማደኤ ብሓፈሻ ንጠርናፊትና ወይዘሮ ንግስቲ ገብረመስቀል ከመስግን እደሊ።

**◆ ምስ ስራሕኪ ብዝተኣሳሰር፡ ዝረኸብክዮ ናይ ወጻኢ ዕድል እንተሃልዩ?**

ኣብ 2018 ብመገዲ ሃማደኤ ንትምህርቲ ናብ ህንዲ ከይደ ነይረ። እቲ ስልጠና ናይ ገረብ ኣርቃይ (bamboo tree) ስርሓት እዩ ነይሩ። ብኣርቃይ ብዙሕ ነገራት ክስራሕ ከም ዝከኣል ተማሂርና። ኣርቃይ ጌርካ ዝተፈላለዩ ናይ ህያብ ስርሓት፡ በብዓይነቱ ዘምቢል፡ ስልማታት እዝኒን ኢድን ፡ ኣቕሑ ገዛ ወዘተ። ክገርመካ ዋላ ገዛ ከይተረፈ ክትሰርሕ ትኽእል ኢኻ። ሚኒስትሪ ሕርሻ ጥራይ ኣርቃይ ይቐርቡልና'ምበር እቲ ጥበብሲ ተጠርዩ ኣሎ።

**◆ ምስ ስርሓት ህያብን ስልማትን ብዝተኣሳሰር፡ ክትብልዮ እትደልዩ**

ብወረቐት ዝስርሑ ናይ እዝንን ፍሪጅ ማግነትን ስርሓት'ውን ምስ ንግስትን ሓበንን ኴንና ዝጀማመርናዮ ኣሎ።

እዚ ሓድሽ ምህዞ ዲኻ ክትብሎ ስራሕ እዩ፡ ካብ 2019 ዝጀመርናዮ ኮይኑ፡ መሃዚቱ ንግስቲ እያ። ኣብዚ ግዜ ግና ብሓባር ሰለስቴና ንሰርሖ ኣሎና። ብሕልፊ ብወጻእተኛታት ቱሪስት ተጠማቲ ስራሕ ክኸውን ምኳኑ ዘጠራጥር የብሉን።

**◆ እዚ መሊኽክዮ ዘሎኺ ጥበባዊ ዕዮታት፡ ተውህቦዩ ዶ ትብሊ ወይስ ተሞኩሮ?**

ክልቲኡ እዩ። ካይላ ንኣብነት ኣብ ርእሲ ተውህቦ፡ ትምህርቲ'ውን ወሲኸሉ እየ። ኣብ ስራሕ እቲ ቀንዲ ዘገድስ ግና ዝረኣካዮ ክትፍትን ተበግሶ ምውሳድን ሓርኮትኮት ምባልን እዩ። ግዜኻን ጽዓትካን ክትውፍየሉ ኣሎካ። ክትሰላቾ የብልካን።

**◆ ኣብ ስራሕኪ ዘጋጥመኪ ጸገማት ኣሎ'ዶ?**

ናይ ማተርያል ጸገም ኣሎ። ከም ድላየይ ማተርያል እንተዝረከብ፡ ኣዝዩ ብዙሕ ስራሕ ምሰራሕኩ ኮይኑ እስመዓኒ። ኣብነት ናይ ኣብ ህንዲ ዝተማሃርናዮ ናይ ኣርቃይ ስርሓት፡



ኣብዚ ከም ድላየይ ክረኽቦ እንተዝኽእል፡ ብዙሕ ነገር ክሰርሓሉ ምኸ ኣልኩ ኮይኑ እስመዓኒ።

◈ ነዚ ናይ ዑንቆ ይኹን ናይ ካይላ ስራሓት ዝያዳ ከተማዕብልዮ እተካይድዮ ጻዕርታት ከመይ'ዩ?

ከም'ቲ ኣቐዲመ ዝበልኩኻ እዚ ናይ ዕንቆ ስራሓት ብናተይ ፋሕተርተር ዝኣተኽዎ'ዩ። እዚ ናይ ካይላ ግና ዝቐሰምክዎ ስልጠና ኣሎ። ንኽልቲኡ ሞያታት ኣማዕቢለ ብዓይነቱ ብሉጽን ፍሉይን ኢደ ስርሓት ከፍሪ'ዩ ባህገይ።

**◆ ስድራኺ ብፍላይ ነዚ ናይ ካይላ ስራሓትኪ ከመይ ይርእይዎ?**

ብዙሕ ሃለኽለኽ ክብል ክርእዩኒ ከለዉ "ዘይተዕርፊ" ይብሉኒ ነይሮም። ውጽኢቱ ምስ ረኣዩ ግን ክሕግዙኒን ከተባብዑኒን ጀሚሮም።

**◆ ነዚ ስራሕ ከመይ ኢኺ ትሕዝዮ?**

ብዝከኣል መጠን ሓድሽ ክምህዝን ስርሐይ ፍሉይ ክኾነለይን'የ ዝደሊ። ካብ ኢንተርነት ፈታቲሸ ምስ ባህልን ልምድን ናይ ዓድና ኣርዒመ ዝሰርሖ ገለ ስርሓት'ውን ኣሎ።



**◆ ብስራሕኪ ዝረኸብክዮ ሞሳ ወይ ሽልማት ኣሎዶ፧**

ኣብ ሃገርና ናይ ከምዚ ኣነ ዝነጥፈሉ ፍርያት ብመልክዕ ውድድር ክካየድ ኣይጸንሐን። ኣብ መጻኢ ብዝምልከቶ ኣቃልቦ ተዋሂብዎ፡ ክሰርሓሉ'ሞ፡ ተወዳዳሪ ስራሕ ኣቕሪበ ክዕወት እትስፎ።

**◆ ከም መንእሰይ መጠን ህይወት መንእሰይ ከመይ ተስተማቕርዮ?**

ኣብ ስራሕ ጽምድቲ'የ። እቲ ካልኣማልእ ከኣ ከም ሰበይ'የ። (ስሓቕ)

**◆ በዚ ኣጋጣሚ እንታይ ኣሎ ክጥቀስ ኣለዎ ትብልዮ?**

ልዕሊ ኹሉ ንልዑል ፈጣሪ ኣመስግን። ቀጺለ ኣብ ስርሐይ ንዝተሓጋገዙኒ። ንመጽሔት መንእሰይ ከኣ።

**◆ ብዛዕባ መጻኢ መደባትኪ ትብልዮ እንተሃልዩ?**

ቅድም ቀዳድም ስርሐይ ካብዚ ዘለዎ ዝያዳ ኣማዕቢለ፡ ብሉጽን ፍሉይን ኢደ ጥበባዊ ስርሓት ብምፍራይ፡ እንተላይ ንሰደድ ዝዓለመ ከቕርብ'ዩ ባህገይ። ስርሓተይ ብመገዲ ሃማደኤ ናብ ሚላኖ ከቕርብ ምኽኣሉ'ውን ሓበን እስመዓኒ። በዚ ኣጋጣሚ ንሃማደኤ ዞባ ማእከል ከመስግን እደሊ። ካልእ ኣብ መጻኢ ዓይነታዊ ስራሕ ብምቕራብ ብዓይነቱ ፍሉይን ሰሓበን ኤግዚቢሽን ከቕርብ'ውን እሓስብ።

**◆ የቐንየልና።**

# ንፉዕ ጸሓፊ ክትከውን ትደሊ'ዶ፧

እንጅ. ሚኪኤል ኣዳም



ልክዕ ከም ዝኾነ ይኹን ካልእ ክእለት፡ ናይ ምጽሓፍ ክእለትካ ንምምሕያሽ ግዜን ልምምድን ይሓትት እዩ። መዓልታዊ፡ ብተደጋጋሚ ብምጽሓፍ፡ ናይ ምጽሓፍ ልምዲ ከተማዕብል ዝከኣል እዩ። እቶም ኣብ ናይ ጽሕፈት ዓለም ዓቢ ዝና ዘለዎም ይኹኑ፡ እቶም ጀመርቲ ጸሓፍቲ፡ ብብቕዓቶም ኩሉ ሳዕ ምስ ተጠራጠሩ እዮም። እቲ ምንታይ ፍጹም ዝበሃል ብቕዓት ስለዘየልቦ። ንስኻ ድማ፡ ብጽንዓትን ብትግሃትን ንፉዕ ጸሓፊ ኽትከውን ትኽእል ኢኻ! እዞም ዝስዕቡ ሒደት ሓሳባት፡ ሕልምኻ ኣብ ምግሃድ ክሕግዙኻ ይኽእሉ'ዮም እሞ፡ ምንባብ ኣይተቛርጽ!

### ሀ. ብሉጽ ምሉእ ሓሳባትን ሕጡብ-ጽሑፍን ምጽሓፍ

### 1. ዘይተሓላለኸን ንጹርን ዝኾነ ምሉእ-ሓሳባት ተጠቒምካ ጸሓፍ።

ንፉዓት ጸሓፍቲ ንጹርን ሓጺርን ኣገላልጻታት እዮም ዝጥቀሙ። ንጽሑፎም እልቢ ብዘይብሎም ቃላትን ዝተሓላለኹ ምሉኣት ሓሳባትን ኣየዕለቕልቕዎን እዮም። ነቲ ከመሓላልፍዎ ዝደልይዎ መልእኽቲ ድማ፡ ብቐልል ዝበለ ኣገላልጻ ተጠቒሞም ይጽሕፍዎ። ኣብ ገለ እዋን፡ ነዋሕቲ ምሉኣት ሓሳባት፡ ናብ 2-3 ንኣሽቱ ምሉእ ሓሳባት ምምቃሉ ተመራጺ እዩ።

### 2. ብዝተኻእለካ መጠን፡ ኣብ ሓደ ጉዳይ ብምትኳር ዝርዝራዊ መግለጺ ሃበሉ።

ሰባት ርእየታውያን እንስሳታት እዮም። ደቂ ሰብ፡ ኣብ እነንብበሉ እዋን፡ ነቲ ነንብቦ ኣብ ኣእምሮና ናይ ምቕራጽ ክእለት ኣለና። ዓይነት ናይ'ቲ ንጽሕፎ ዘለና ብዘየገድስ (ዛንታ፡ መደረ ወዘተ. ክኸውን ይኽእል) ኣንባቢ ብዛዕባ'ቲ ክትብሎ ዝደለኻ ኣብ ኣእምሮኡ ንኽቕርጾ፡ ብዝተኻእለካ መጠን ዝርዝራዊ ዝኾነ ሓበሬታ ሃቦ። ኣንባቢ፡ ኣብቲ ዝፈጠርካዮ ቦታ ምርኢት ወይ ኩነታት ከም ዝጥሕል ንምግባር፡ ሓደ ወይ ክልተ ኣዝዮም ሓያላት ዝኾኑ ምስልታት ወይ ስምዒታት ተጠቐም።

◆ ብርቱዕ ድኻም ተሰምዓኒ።

= "መሓውረይን ጭዋዳታተይን ራዕራዕ በለ። ዋላ'ኳ ክነቕሕ እንተተጋደልኩ፡ ኣዒንተይ ግን ባዕለን ተኸድና።

◆ ንዑኡ፡ ናብራ ኸተማ ኣይማእምኣን።

= "ንሱ፡ ነቲ ናይ'ታ ከተማ ማእለያ ዘይብሉ መብራህትታት፡ ብርቱዕ ድምጺ ተሽከርከርትን ጽርግያታትን ክጾሮ ኣይከኣለን። ከም'ዚ ናብ ካልእ ዓለም ዝመጸ ኮይኑ'ዩ ተሰሚዕዎ።"

### 3. ኣንባቢኻ ንሓሳባትካ ብዝግባእ ንኽርድኦ ምእንቲ ምትእስሳር ፍጠር።

ኣብ መንጎ ክልተ ነገራት ምትእስሳር ምፍጣር ወይ ምንጽጻር፡ ኣንባቢኻ ንሓሳባትካ ክርደኦን ንጽሑፍካ ዕምቖት ክውስኸሉን ይኽእል እዩ። እዚ ምሳሌያዊ ኣዘራርባ ብምጥቃም ብቐሊሉ ክትግበር ዝኽእል እዩ።

"ግጥምታት ከም ቀስተ-ደመና ቀልጢፎም'ዮም ካብ ትርኢትካ ዘምልጡ።" (ዘ ቢግ ሲ፡ ደራሲ ላንግስተን ሂዩዝ)

### 4. ሒደት ተውሳኸ-ግሲ ተጠቐም።

እቶም ንተግባራት ዝመሓይሹ ተውሳኸ-ግሲ፡ ንዓበይቲ ጸሓፍቲ፡ ልክዕ ከም መርዚ እዮም። ተወሳኸ-ግሲ ንሓደ ምሉእ ሓሳባት ካብቲ ዝህብዎ ጽባቐ፡ እቲ ዝፈጥርዎ ምትሕልላኽ ይበዝሕ። ብፍላይ እቶም 'ብሓቂ' ወይ 'ኣዝዩ' ዝብሉ ተውሳኸ-ግስታት፡ ንሓደ ምሉእ ሓሳብ ዋላ'ሓንቲ ከም ዘይውስኹሉ ኣስተውዕል!

"ሚኪኤል ብሓቂ'ዩ ተጣዒሱ። ይቕረታ ንምሕታት ድማ ብቕልጡፍ ናብ ኣፍቃሪቱ ጐየየ።"

### 5. ንነፍሲ ወከፍ ሕጡብ-ጽሑፍ፡ ቦታ ትርኢት፡ ከምኡ'ውን ምዕራፍ፡ ብጥንቃቐ ህነጾ።

ብሉጻት ሕጡብ-ጽሑፋት፡ እኹል ሓበሬታ ዘለዎም፡ ካብ'ቲ ካልእ ክፋል ምስ ዝንጸሉ ከኣ ትርጉም ዝህቡ ክኾኑ የድሊ። መጀመርታ፡ ኣካልን መወዳእታን ኣለዎም። እንተ ዘይኮይኑ፡ ነቲ ዛንታ ወይ ቴማ መሳጢ ከም ዝኸውን ክገብርዎ ኣይክእሉን እዮም። ብኻልእ ኣዘራርባ፡ ነፍሲ-ወከፍ ሕጡብ-ጽሑፍን ዓውደ-ፍጻመን፡ ካብ'ቲ ዝጀመረሉ፡ ኣብ ዝተፈልየ ቦታን ብዝተፈልየ ኣገባብን ክዛዘም ኣለዎ።

ኤርነስት ሄሚንግወይ ኣብ ኣጠቓቕማ ሕጡብ-ጽሑፋት ኮነ ዓውደ-ፍጻሜታት ቆጣቢ እዩ ነይሩ። ኣብ'ተን ዝጸሓፈን ሓጸርቲ ዛንታታት ዘየድሊ ተወሳኺ ሕጡብ-ጽሑፍ ወይ ዓውደ-ፍጻመ ምርካብ ኣጸጋሚ'ዩ።

### 6. ኣገዳሲ እንተኾይኑ ንሹሉ'ቲ ኣቓዲሙ ዝተነግረካ ሕግታት ጠሓሶ።

ኣብ ገለ ኣጋጣሚ ነዋሕቲ ምሉኣት ሓሳባት ክትጥቀም ኣዝዩ ዘድሊ ምስ ዝኸውን፡

ድሕር ኣይትበል። ተወሳኺ ግሲ ንምጥቃም ዘገድድ ኩነታት ምስ ዘጋጥመካ'ውን ኣይትገታእ።

ለ. ናይ ምጽሓፍ ክእለት ብምጽሓፍ ኢኻ ትመሃሮ!

**1. መዓልታዊ ጽሓፍ።**

መዓልታዊ ምጽሓፍ ንናይ ምጽሓፍ ክእለትካ ኽተመሓይሸሉ ትኽእል ዝበለጸ መገዲ እዩ። ምናልባት መዓልታዊ ሓጺር ጽሑፍ ክትጽሕፍ ወይ'ውን ንነዊሕ እዋን ዝቕጽል ናይ ጽሕፈት ፕሮጀክት ክትትግብር ትመርጽ ትኸውን። ብተወሳኺ መዓልታዊ ሓንቲ ሕጡብ-ጽሑፍ ክትጽሕፍ ወይ'ውን ሓደ ገጽ ምሉእ ክትጽሕፍ ድሌት ይህልወካ ይኸውን። ዝኾነ ኾይኑ ሓንቲ ቃል ጽሓፍ ሓንቲ ምሉእ ሓሳብ ወይ ሓደ ሑጥበ-ጽሑፍ ክሳብ ዝጸሓፍካ ክትዓቢ ምኳንካ እመን። እንታይ ትጽሕፍ ብዘየገድስ ጽሓፍ ጥራይ!

ጀማሪ ጸሓፊ እንተ ኼንካ ናይ ምጽሓፍ ልምዲ ንኸተጥሪ ምእንቲ መዓልታዊ እትጽሕፈሉ ውሱን ግዜ ብምምዳብ ዕየ። ነቲ  መዓልታዊ ናይ ምጽሓፍ ልምዲ ሓንሳብ ምስ ለመድካዮ ግን ምስ ኩነታትካ ዝኸይድ ምምዕርራያት ክትገብር ትኽእል ኢኻ። ብዘሎ ግዜኻ ብመደባት ዝተሓዝአ ምስ ዝኸውን ንምጽሓፍ ዝኸውን ግዜ ንምርካብ ካብቲ ልሙድ ሰዓታትካ ደንጉኻ ደቕስን ቀልጢፍካ ተንስእን። እቲ ቀልጢፍካ ብምትንሳእካን ደንጉኻ ብምድቃስካን ትረኽበን ደቓይቕ፡ ዋላ'ውን ዓሰርተው ሓሙሽተ ደቓይቕቕ እንተ ኾና፡ እኹላት እየን'ሞ፡ ዕየየለን ደኣ! ሓድሽ ጽሑፍ ቅድሚ ምጅማርካ፡ ሽቶታት ምቕማጥን ነቲ ዝተለምካዮ ሽቶታት ንምውቃዕ ከይተሓለልካ ምዕያይን ብልሒ'ዩ እሞ ሰዓቦ።

**2. እንታይ ትጽሕፍ ብዘየገድስ ጽሓፍ ጥራይ።**

"ዘይከውን" ነገር ክትጽሕፍ ኣይትፍራህ። እንተፈሪህካ፡ እቲ ትርእዮ ሓንቲ ዘይተጻሕፎ ቈጽሊ ወረቐት ጥራይ እዩ። ኣብ ኣእምሮኻ ዝመጸልካ ምጽሓፍ፡ ንኽትጀምር እኹል ስለዝኾነ ጽሓፍ። እዚ ፈላሚ መድረኽ'ዚ ብዛዕባ ጉድለታትን ጌጋታትን ትሓስበሉ ኣይኮነን። ክትጽሕፍ ደሊኻ ከለኻ፡ ስለምንታይ ክትጽሕፍ ከም ዘይከኣልካ ጸሓፍ። ብዛዕባ ሓደ ኣብ'ቲ ትጽሕፈሉ ዘለኻ ክፍሊ ዘሎ ኣቕሓ ጽሓፍ። ድሕሪ ሒደት ደቓይቕ ኣእምሮኻ ናብ ናይ ጽሕፈት ኩነት ወይ ሙድ ክኣቱ እዩ።

**3. ብዛዕባ ጽሕፈት ምስ ካልኦት ጸሓፍቲ ተመያየጥ።**

ብዛዕባ እቲ ዝጸሓፍካዮ ሓሳባት ምስ ካልኦት ጸሓፍቲ ተመያየጥ። ናይ ካልኦት ጸሓፍቲ ጽሑፍ ብዕምቖት ኣንብብ። ነቲ ብዛዕባ ጽሑፋትካ ብቕንዕና ዚወሃብ ነቐፌታ ሓንጎፋይ ኢልካ ተቐበሎ። ካብ'ቶም ኣሉታዊ ኣረኣእያ ዘለዎም ፈተውትኻ ግን ርሓቕ። ኣብ መንገ ጠቓሚ ነቐፌታን ተስፋ ዘቍርጽ ኣሉታዊ ስምዒትን ዓብዪ ፍልልይ ኣሎ።

ሐ. **ክትምሃሮም ዘለካ ኣገደስቲ ክእለታት**

1. **ብዝተኻእለካ መጠን ኣንብብ።**

ናይ ምንባብ ልምዲ ዘይብሉ ሰብ ክጽሕፍ ትጽቢት ክግበረሉ ኣይክእልን'ዩ። ንባብ'ምበኣር ንጸሓፍቲ ኣገዳሲ መሳርሒ እዩ። ንመዓልቲ ሓንቲ ሰዓት ከተንብብ እንተ ኺኢልካ ኣብ ሰሙን ሓንቲ መጽሓፍ፡ ኣብ ዓመት ድማ ሓምሳን ክልተን መጻሕፍቲ ከተንብብ ክትክእል ኢኻ'ሞ፡ መዓልታዊ ንንባብ ዝኸውን ሓደ ሰዓት መድብ። እቲ እተንብቦ ጋዜጣ፡ መጽሔታት፡ ልብ-ወለድ፡ ዘይልብ-ወለድ ክኸውን ይኽእል እዩ። ንባብ፡ ንማህደረ-ቃላትካ የሀብትም። ሰዋስው ይምህረካን ብቛንቋ እንታይ ክትገብር ከም እትኽእል የርእየካን። ከተንብብ ከለኻ፡ እቲ ጸሓፊ፡ ብፍላይ ኣብቲ ኣዝዩ ዝመሰጠካ ክፋል፡ ነቶም ምሉኣት ሓሳባትን ሕጡብ-ጽሑፋትን ብኸመይ ከም ዝሃነጾም ኣቕልበሉ ኢኻ። ብተወሳኺ፡ ንነፍሲ ወከፍ ሕጡብ-ጽሑፍን ምዕራፍን፡ ብኸመይ ከም ዝጅምሮን ዝዛዝሞን ኣስተውዕለሉ። እንታይ ከተንብብ ከም ዘለካ ርግጸኛ እንተዘይ ኼንካ ካብ ፈተውትኻ ምኽሪ ሕተት። ወይ'ውን ናብ ቤተ-መጻሕፍቲ ብምኻድ፡ ኣብ'ቲ ክትጽሕፈሉ ደሊኻ ዘለኻ ኣርእስቲ ዘተኹር መጻሕፍቲ ምረጽ።

2. **ማህደረ-ቃላትካ ኣስፍሕ።**

ከተንብብ ከለኻ፡ መዝገበ ቓላት ካብ ጐንኻ ኣይትፍለ። ዘይትፈልጦም ቃላት ምስ ዘጋጥሙኻ :ንባብ ምስ ወዳእካ ኣብ መዝገበ-ቃላት ተመልኪትካ ትርጉሞም ምእንቲ ክትፈልጥ፡ ኣብ ቈጽሊ ወረቐት ጸሓፎም። ሙብዛሕትኡ መዝገበ-ቓላት ንሓንቲ ቓል ብኸመይ ከም እትጥቀመላ ሓበሬታ ኣይህብን እዩ። ስለዚ ብዛዕባ'ታ ቓል ኣብ ኢንተርነት ፈትሸ'ሞ ዝበለጸ ረብሓ ክትረክብ ኢኻ። ገለ ቓላት ብዙሕ ትርጉም ዘለዎም ክኾኑ ይኽእሉ እዮም። ስለዚ፡ ኣብ ክንዲ ብተናጸል፡ ምስ'ቲ ምሉእ ሓሳብ ብምዝማድ ክትምልከቶ ፈትን።

3. **ሕግታት ሰዋስው ተምሃር።**

ሕግታት ሰዋስው ምፍላጥ፡ ብሉጽ ጸሓፊ ንኽትከውን ወሳኒ እዩ። ሓደ ምሉእ ሓሳብ ብኸመይ ከም ዝህነጽን ስርዓተ- ነጥቢ ኣበይ ከም ትጥቀምን ምፍላጥ፡ ሓሳባትካ ብልክዕ ንምግላጽ ኣገዳሲ እዩ።

4. **ንጽሑፍካ ምስ ዕላማኻን ምስ ኣንበብትኻን ከም ዝሰማማዕ ግበሮ።**

ከምቲ ንኽዳውንትኻ ምስ ኩነታት-ኣየርን ኣጋጣሚታትን ንኽሰማማዕ እትቕያይሮ፡ ኣጸሓሕፋኻ'ውን ንሰማዕትኻን ነቲ እተመሓላልፎ መልእኽትን ኣብ ግምት ብዘእተወ መገዲ፡ ነናሻዕ ክትልውጦ ከድልየካ እዩ። እቲ ትመርጾ ቓላትን ንውሓት ምሉእ ሓሳባትካን ንኣንበብትኻ ኣዝዩ ዘጸግም (ወይ ብኣንጻሩ ኣዝዩ ቐሊል) ዘይምኳኑ ኣረጋግጽ።

ንፋዕ ጸሓፊ ክትከውን ሓያል ስራሕን ጻዕርን ዘድልዮ ስራሕ እዩ። እዚ ጽሑፍ'ዚ፡ ላህመታዊ መምርሒ እዩ። ምሁራት ናይ'ዚ ዓውዲ ኣብቲ ዝቕጽል ሕታም ሰፊሕ መግለጺ ብምሃብ ክሀብትምዎ ዕድመ ኣቕርበሎም። ንኹሎም'ቶም ጸሓፍቲ ክኾኑ ዝደልዩ ድማ ዓወትን ኣሳልጦን እምነየሎም።



ኤርምያስ ገብረልዑል

# ዓሊ ሱሌማን
# እቲ ኮኾብ ኣመዝጋቢ ሾቶ ሴካፋ 2021

*ካብ 17 ክሳብ 31 ሓምለ 2021 ኣብ ከተማ ባህርዳር ኢትዮጵያ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ኲዕሶ እግሪ ሃገራት ምብራቕን ማእከላይን ኣፍሪቃ - ሴካፋ ትሕቲ 23 ዓመት፣ ብሉጽ ብቕዓት ብምንጽብራቕ ከም ኮኾብ ዝደመቐ ተጻዋታይ እዩ። ኣብቲ ውድድር ሓሙሽተ ሸቶታት ከመዝግብ ዝኸኣለ እዚ ኤርትራዊ ኣጥቃዒ'ዚ፣ በቲ ዘርኣዮ ዝነኣድ ብቕዓት ኣብ ራዳር ዓበይቲ ክለባት ኡጋንዳን ኢትዮጵያን ክኣቱ ግዜ ኣይወሰደን፣ ምኽንያቱ፣ ኣብ ፈላሚ ጸወታ ውድድር ሴካፋ ትሕቲ 23 ዓመት ኣብ ሰኪዔት ኢትዮጵያ 'ሃትሪክ' ብምስራሑ - ዓሊ ሱሌማን!*

**◆ ዓሊ ሱሌማን መን እዩ?**

ዓሊ ሱሌማን ኢብራሂም፡ ኣብ ጅዳ ስዑድ ዓረብ እዩ፡ ኣብ 2000 ተወሊዱ። ወዲ ኣርባዕተ ወርሒ ቁልዓ እንከሎ ናብ ኤርትራ ሰንዓፈ መጺኡ። ኣብኡ ድማ ዓብዩ። ምስ ጸወታ ኵዕሶ እግር ኣብ ሰንዓፈተላልዩ። ኣብ ሰንዓፈ ምስ ዝነጥፉ ክለባት ናይ ምስላፍ ዕድል ረኺቡ እዩ። ክሳብ ናይ ዞባ ውድድራት እውን በጺሑ እዩ። ዓሊ ኣብዛ ሰዓት'ዚኣ ተጻዋታይ ክለብ ቀይሕ ባሕሪ እዩ ዘሎ።

**◆ ብቐጥታ ካብ ውድድራት ኣብያተ ትምህርቲ ኢኻ ናብ ናይ ዝለዓለ ውድድር ክለባት ሰጊርካ፡ እዚ ሳሕቲ ዝረአ ፍጻመ እዩ ...**

ብርግጽ! እቲ ፍጻመ ኣብ ነሓሰ 2016 እዩ። ውድድራት ስፖርት ኣብያተ ትምህርቲ ኤርትራ ኣብ ኣስመራ ዝተኣንገደሉ እዋን ድማ እዩ ነይሩ። ኣነ ምስ'ታ ንዞባ ደቡብ ዝወከለት ጋንታ እየ ነይረ። እታ ጋንታ ኣብ ጽቡቕ ቁመና ነይራ። ብጋንታ ይኹን ኣብ ውልቂ ተጻወትቲ ዝበልጸ ብቕዓት ሒዛ ምንባራ እዝከር። ምስ ዞባ ማእከል ኣብ ዝተኻየደ ጸወታ 3ብ0 ተዓዊትና። እቲ ውጽኢት ኣብ ግዚኡ ኣዛራቢ እዩ ነይሩ። ብሓፈሻ ውጽኢት ብኵዕሶ እግሪ ቀዳመይቲ ወጺእና። እቲ ውድድር ምስ ተፈጸመ፡ ሓያለ ክለባት ናብ'ቲ ኣዕሪፍናሉ ዝነበርና ቦታ ብምምጻእ ከጣይቓለይ ጀመሩ። ደንደን፡ ኣዱሊስ፡ ቀይሕ ባሕሪን ሰገን ኮንስትራክሽን እተን ክጽንበረን ዝሓተታኒ ክለባት እየን። ግደ ሓቂ፡ ነዘን ክለባት ኪንዮ ኣብ ተለቪዥን (ማዕከናት ዜና)፡ ካልእ ተወሳኺ ዓሚቕ ኣፍልጦ ኣይነበረንን። ኣብ ኮሌጃት ከምኡ እውን ምስ ከም ጋንታ ኣኽርያ ዝተጻወተ ዓቢ ሓወይ ብዝሃበኒ




ምኽሪ ንቐይሕ ባሕሪ መሪጸ። ናይ ዓስራይ ክፍሊ ትምህርተይ ኣቋሪጸ'የ፡ ናብ ቀይሕ ባሕሪ ተጸምቢረ። ኣብ ክሉብ ቀይሕ ባሕሪ ኣይተጋየሽኩን። ዝገበሩለይ ጽቡቕ ኣቀባብላ ድማ ንኸይጋየሽ ሓጊዞኒ እዩ። ካብ ዞባታት ምስ ዝመጹ ዓብዱላሂ - ኣፍዓበቸን ሮቤልን ብምዃን ድማ ናብራ ኣስመራ ተተሓሓዝናዮ። ለሚድናዮ ኸኣ።

**◆ ኣብ ፈለማ፡ ጸወታታት ቀዳማይ ዲቪዥን ኣይበሃካን?**

ፈታኒ እዩ ነይሩ። ግና ናብ ቀይሕ ባሕሪ ጽንበር እንከለኹ፡ ዕላማ ነይሩኒ፡፡ ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ንኽበጽሕ፡ 'ክጽዕር' ኣለኒ ዝብል። ንሒደት ኣዋትሕ ኣብ ትሕቲ ኣሰልጣኒ ኣማኑኤል (ሻውል) እየ ተኣልየ። ኣብ ዝሰዓበ ዓመታት ከኣ ምስ ኤርምያስ ተወልደ። ኣብቲ ዝመጸኹሉ እዋን፡ ክሉብ ደንደን ንውድድራት














ውሽጢ ሃገር ዓብላሊት ኮይና ዝቐረበትሉ እዋን እዩ ነይሩ። ዕድል ገይረ ቀይሕ ባሕሪ ነቲ ዝጸንሓ ክብሪ ንምምላስ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ጻዕሪ ተራ ክህልወኒ ባብ ኣርሒያትለይ። ነዚ ድማ ብትግሃት ሰሪሐሉ። ፈለማ ንኹሉ ጋሻ ብምንባረይ፡ ክብን ለጠቕን ብቕዓት ክህሉ ግድን እዩ። ምስ ግዜ ግና ለሚደዮስ፡ ክለብና ክልተ ግዜ ብተኸታታሊ ሻምፕዮን ኮይና። እዚ ዓቢ ዓወት እዩ። ብውልቀይ እውን ኣብ 2019 ብሉጽ ኣመዝጋቢ ሽቶ ኮይነ።

**◆ ኤርትራ፡ ኣብ ኡጋንዳ ኣብ ዝተኻየደ ውድድር ሴካፋ ትሕቲ 20 ዓመት ተሸላሚት ብሩር መዳልያ ክትኸውን መሪሕ ተራ ነይሩካ . . .**

እታ ጋንታ ብኣሰልጣኒ ኣለምሰገድ ኤፍሬምን ዳንኤል ዮውሃንስን እያ ትእለ ነይራ። ሓድሽ ናይ 'ፓተርን' ቅዲ ኣጸዋውታ ዘተኣታተወትሉ እዋን ነይሩ። ቅድሚ ናብ ኡጋንዳ ምኻድና ምስ ደቡብ ሱዳንን ታንዛንያን ምሕዝነታዊ ጸወታታት ኣካይዳ ነይርና። እተን ጸወታታት ተሞክሮ ዝረኸብናሉን ብቕዓትና ዝፈተሽናለንን ነይረን። ኣብ ኡጋንዳ፡ ኣርባዕተ ሽቶታት ኣመዝጊበ። ኣርባዕተ ንሽቶ ዝኾና ኮዓሳሱ ድማ ንደቂ ጋንታይ ኣቐቢለ። ኮታ ዓቢ ተሞክሮ ዝቐሰምኩሉ እዋን እዩ ነይሩ። ነዚ ናይ ባህርዳር ውድድር ሴካፋ እውን ዓቢ እጃም ከምዘለዎ ኣይጠራጠርን።

**◆ ብሰንኪ ስግኣት ለበዳ ኮሮና ቫይረስ፡ ካብ ጸወታ ቦኺርካ ነይርካ እሞ፡ ኣብዚ ናይ ኢትዮጵያ ውድድር ሴካፋ ዝገደፎ ጽልዋ እንታይ ነይሩ?**

ብውልቀይ ካብ ምንቅስቓስ ኣካላት ኣይቦኾርኩን። ጸወታ እየ ዘየካይድ ነይረ እምበር፡ ክብደት ኣካላተይ ኣብ ምቁጽጻርን ብቕዓተይ ኣብ ምሕላውን ሰሪሐ እየ። ምስ ሃገራዊት ጋንታ ምስ ኣተጠርነፍና ድማ ነቲ ንዝተረፈኒ ናይ ጸወታ ተሃነይ ከውጽእ ክኢለ።

**◆ ኣብ ውድድር ሴካፋ ትሕቲ 23 ዓመት፡ ብፍሉይ ሽልማት ብሉጽ ኣመዝጋቢ ሽቶ ናይ ዝወሰድካሉ ምስጢር እንታይ እዩ ነይሩ?**

ኵዕሶ እግሪ ናይ ውልቂ ኣይኮነን። ድምር ጻዕሪ ናይ 11 ተጻወትቲ ኣብ ሜዳ፡ ድምር ናይ ኩሎም ኣባላት ጋንታ ድማ

እዩ። ምስ ኢትዮጵያ ዝነበረና ፈላሚ ጸወታ ከቢድ እዩ ነይሩ። ምኽንያቱ ኣአንጋዲት ሃገር ብምዃና። እንተኾነ፡ ኣብ ኡጋንዳ ዘካየድክዎ ውድድር፡ ዝያዳ ርእሰ ምትእምማን ፈጢሩለይ እዩ። እቲ ውድድር፡ ኣብ ናይ ኵዕሶ እግሪ ጸወታ ጉዕዞይ ነጥበ መቐይሮ ክኸውን መዲቡ ነይሩ። ባህገይ ሰሚሩ ድማ ኣብ ፈላሚ ጸወታ ሃትሪክ ሰሪሐ። እዚ ድማ ሓያለ ክለባት ክሓታኒ ጀሚረን። ናይ ኡጋንዳ ክለብ ከምኡ እውን ሰለስተ ኣርባዕተ ዝኾና ክለባት ኢትዮጵያ፡ ጸወታ ምስ ተፈጸመ ክጽንበረን ሓቲተናኒ። ኣነ ኸኣ ንባህርዳር ከነማ መሪጸ።

**◆ ሕጂ ናይ ምስግጋርካ መስርሕ ኣብ ከመይ ኩነታት ኣሎ?**

ከምቲ ሓደ ህጻን ብዘይ ፍቓድ ወላዲ ኣብ ቤት ትምህርቲ ክምዝገብ ዘይክእል፡ ብዘይ ፍቓድ ናይ ክለብን ፌደረሽንን ዝፍጸም መስርሕ ምስግጋር የለን። ኣብ ፈላሚ ጸወታ፡ ሓያለ ክለባት እየን ሓቲተናኒ። እዚ ድማ ኣብ ዝስዕብ ጸወታታት ጽልዋ ክህልዎ ስለዝኽእል፡ ንሓንቲ ክለብ ክመርጽ ወሰንኩ። ምስኣ ኸኣ ኣፈናዊ ስምምዕ ኣካይደ። ናብ ኣስመራ ኣብ ዝተመለስኩሉ፡ ክለበይ ነቲ ዝወሰንክዎ ብጽቡቕ እያ ተቐቢላቶ። ነቲ ምስርሕ እውን ብጽቡቕ ይቕጽል ኣሎ።

**◆ ንውድድር ሴካፋ ብመጉዳእቲ ኢኻ ተፋኒኻዮ። ብዛዕባ እቲ ዝገጠመካ ማህሰይቲ ከተዕልለና።**

ምስ ኡጋንዳ ኣብ ዝነበረ ናይ መወዳእታ ናይ ደረጃ ጸወታ እዩ ማህሰይቲ ገጢሙኒ። ካብ ሮቤል ተ/ሚካኤል ንዝተቐረጸትለይ ኵዕሶ ንምቕባል ሃንደበት ምስ ሓላዊ ልዳት ኡጋንዳ ተጋጭየ። ማህሰይተይ ኣብ ኣፍ ልበይ እዩ ነይሩ። ሃለዋተይ ኣብ ዘጥፋእኩሉ፡ ክሳብ ሓካይም ናብ ሜዳ ዝኣትዉ፡ ሮቤል ቀልጢፉ ኣየር ስሒቡለይ፡ ትንፋስ መሊሰ። ብድሕሪኡ ብኣምቡላንስ ናብ ሕክምና እየ ኣቕኒዐ። እቲ ማህሰይቲ ከቢድ እዩ ነይሩ፡ ግና ኣላህ ኣቕሊልዎ ኣሎ።

**◆ ውድድር ቀዳማይ ዲቪዥን ኵዕሶ እግሪ ዞባ ማእከል፡ "ቅልስ ክልተ ጋንታታት ደንደንን ቀይሕባሕሪንዩ" ዝብሉ ኣለው። ርእይቶኻ . . .?**

ኩለን ጋንታታት ነናተን ጽልዋን ዓቕሚን ኣለወን። ከም ዝመስለኒ፡ ቀይሕ ባሕሪን ደንደንን ሕልፊ ካልኦት ክለባት ኣብ ተጻወትቲ ዝገብራኦ ወፍሪ፡ ጸብለል ከብለን ክኢሉ ዝብል ግምት ኣለኒ። ኣቐዲመ ከም ዝነገርኩኻ፡ ኣብ ሰንዓፈ ምስ ጋንታ ቀይሕ ባሕሪ - ናይ ሰንዓፈ፡ ጸኒሐ ድማ ምስ በለውከለው ክጻወት ክኢለ እየ። ኣብ ዞባ ማእከል ግና ካብ ፈለማ ክሳብ እዛ ሰዓት'ዚኣ ምስ ቀይሕባሕሪ እየ ዘለኹ። ብዛዕባ ካልእ ክለብ ዝፈልጦ ነገር የብለይን። ይኹን እምበር፡ ሚዛን ጸወታ ኵዕሶ እግሪ ዝያዳ ኣብ ዞባ ማእከል እዩ ዘሎ። ዞባታት ሓያል ውድድር እንተዝሰርዓ፡ ወይ ድማ ከምቲ ዝነበረ ሊግ ሓያለ ስፖርታውያን ካብ ዝተፈላለያ ዞባታት ክርከቡ ምኸኣሉ።

**◆ ንመንእሰያት ወስ እትብሎ ምኽሪ እንተሎ?**

ዝኾነ ሰብ፡ ኣብ ዝተዋፈረሉ ስራሕ ዕላማ ክህልዎ ኣለዎ። ንዕላማኡ ድማ ብዲስፕሊን ምስ ዘተግብሮ ዘይዕወተሉ ኣብነት የለን። ስለዚ ዕላማ ይሃልወና እብል።

**◆ ናይዚ በጺሕካዮ ዘሎኻ ደረጃ ዝዓበየ እጃም ዝወሰድ ኣካል ወይ ውልቀሰብ መን እዩ?**

ሓያለ ሰባት እዮም። ኣብ ሰንዓፈ ዘተባብዑኒን ዝኣልዩኒን መምሃራንን ኣሰልጠንትን፡ ኣባላት ክለብ ቀይሕ ባሕሪን ደገፍቲን ልዕሊ ኹሉ ግና ኢንስትራክተር ዳንኤል ዮውሃንስ ዝለዓለ ግደ ኣለዎ። ኣብ ኣህጉራዊ ጸወታታት ዝሃበኒ ምኽሪን ናይ ጸወታ ሜላን ነዚ በጺሐዮ ዘለኹ ደረጃ ዝለዓለ ኢድ ኣለዎ።

**◆ ዓሊ፡ ብምንታይ ይዘናጋዕ?**

ንምዝንጋዕ ዝኸውን ብዙሕ ግዜ እኳ የብለይን። ካብ ልምምድን ጸወታን ወጻኢ፡ ግቡእ ዕረፍቲ እወስድ። ዝተረፈ ግዜ ኸኣ ፕለይስቴሽን ጌም እጻወት።

**◆ ኣመስግነካ!**



# መልሳ

## ዳእላተት ተመሃሮ

"ቤት ንባብ ቤት ትምህርትና ሕሉፍ ጸጥታ እዩ ዘለዎ። ኣብኡ ኮይነ ከንብብ ከለኹ፡ ዋላ ጸጉሪ ርእሰይ ክነውሕ ከሎ'ዩ ዝስመዓኒ"

***

"ሓደ ወዲ ክላስና ኣብ ትምህርቲ ኣዝዩ ሰነፍ ካብ ምዃኑ እተላዕለ፡ ዓይነት ናይ ዝኾነ ሕቶ ምረጽ እንተዘይኮይኑ፡ መልሲ ክጽሕፍ ኣይክእልን እዩ። ነታ ሽሙ ክጽሕፍ'ውን ንጋዳ'ዩ!"

***

"ቢንያም ሕሉፍ ቀዳሒ እዩ። ኣብ እዋን ፈተና ኣጋጣሚ ኣብ ጥቓኡ ኮፍ ኢሉ ዝነበረ ተመሃራይ፡ 'ኣይፈልጦን'የ' ክብል መልሲ ምስ ጸሓፈ፡ ንሱ ድማ 'ኣነ'ውን ኣይፈልጦን'የ' ዝብል መልሲ ከም ዝጸሓፈ መምህርና ኣዕሊሉና"።"

ሳምሶን'ውን ከም ቢንያም ክቐድሕ መዓት'ዩ። ሓደ መዓልቲ መምህርና 'ካብ ሰሎሞን ክትቀድሕ ከይርእየካ!' ኢሉም ምስ ፈከርሉ፡ ሳምሶን ተረጋጊኡ ዝሃቦም መልሲ፥ 'ጽቡቕ ኣለኹም መምህር። እሞ ሓንሳእ ደኣ ክውል ዘይትብሉለይ" ክብል'ዩ መሊስሎም።

***

ኣቤል ትምህርቲ ክጸልእ መዓት'ዩ። ግዚኡ ኣብ ጸወታን ዘይረብሕ ነገራትን ከሕልፎ እዩ ዝደሊ። ሓደ መዓልቲ ኣብ መኽፈቲ ትምህርቲ፡ ንፋልማይ ግዚኡ ትምህርቲ ዉዒሉ ናብ ገዝኡ ብዝተመልሰ፡ 'ዓሸ ትምህርትና ክዕጾ ትሸዓተ ወርሒን 29ን መዓልትን ተሪፍዎ' ብምባል ሓጎሱ ገለጸ።

***

### ቁንቁ ጣቓሲ

"ጉዕዞ ሽሕ ማይል፡ ብሓደ ስጉምቲ ይጅምር።"

ቻይናውያን

ኣብ'ዚ ዘመን ዘርከብና ሰባት ዝበዝሐ ህይወትና፡ ኣናብራና፡ ፍልጠትና፡ ሓይሊናን ጸጋናን ካብ ትማሊ ዝረኸብናዮ እዩ። ቀዳሞት ዝነበሩ ወለዶታት ተመራመርቲ፡ መሃዝቲ፡ ፈጠርቲ እዮም ነይሮም። እቲ ፍልጠቶም፡ ምህዞኦም፡ ፈጠራኦምን ተሞክሮኦምን ንዓለም ኣብ'ዚ ደረጃ ከትበጽሕ ኣኽኢሉዋ። ንኹሉ ፍልጠት መበገሲ ኣሎዎ። ነቲ ፍልጠቶም ኣብ ግብሪ ደጋጊሞም ብምፍታን ክዕወቱሉን ክሳብ ሎሚ ክጽውዑሉን ክኢሎም። ነዚ ናይ ሎሚ ወለዶ ኸኣ ሓፍ ዘይብል ፍልጠትን ናይ ምፍታን ዓቕሚን ዕድልን ገዲፎሙሉ ሓሊፎም።

ንሕና'ውን ብዘይ ፍልጠት፡ ምህዞን ፈተነን ናብራና ክንለውጥ ኣይክኣልንዩ። ከምቲ ቀዳሞት ንዘመና ዝጽውዑሉ ዘለዉ፡ ክንጽዋዕ ንኽእል ኢና፡ "ቀዳሞት እዚ ዝገበሩ... ቀዳሞት ከምዚ ዝፈጠሩ... ወዘተ.." ክንብሃል ንኽእል ኢና። ኩሉ ብሓንቲ ስጉምቲ'ዩ ዝጅምር።

# ጽሑፋት
# መቓብር እምነበረድ

እዞም ዝስዕቡ ጽሑፋት ንምዉታን ምርኩስ ዝገበሩ፡ ኣብ መቓብራት እምነ-በረድ ተጻሒፎም ካብ እተረኽቡ ዝተወስዱ'ዮም፥

- "ሓሚመ ምንባረይ ፡ ኣቐዲመ ሓቢረኩም ነይረ እየ ። "
- "ሬሳ ዝሞተ ሰብ ኣብ'ዚ እንህለ ፡ ዘልቅሰሉ የለን ፡ ዝበኽየሉ'ውን የለን ፡ ከመይ ኢሉ ተወሊዱ ፡ ከመይ ኢሉ ነይሩ ፡ ከመይ ኢሉ ዓብዩ ሓደ'ኳ ዝፈልጥ የልቦን ። "
- "ኣዒንተይ ቋሕ ኣበለ ፡ ትዕዝብቲ ወሲደ ። ከኸታት ባህ ኣይብለንን ፡ ድቃስ መሪጸ ። "
- "ብዘይ ዝኾነ መጠንቀቕታን ንሕስያን ጩካን ሞት ወሲዳኒ ፡ ምሸት ደሓን ነይረ ። ወጋሕታ ዓሪፈ ። "
- "ኣብ ዘለኻ ሃሉ ፡ ይኺድ 'ቲ ንፋስ ተኣለየሉ ። ክሕዞ ምፍታኑይ እዩ ነይሩ ጠንቂ ሞተይ ። "

"ዝኸበርኩም ብጾት ፡ ቀደም ከምዚ ዘለኹም እየ ነይረ ። የግዲ ኸኣ ኣብ ዘይፈለጥኩሞ መዓልቲ ከምዚ ዘለኹዎ ክትኮኑ ኢኹም ። ስለዚ ንብስኹም ወትሩ እተዳለውት ደኣ ግበርዋ''

ሃብተማርያም ሰሎሞን

ቋንቋ ምስሊ

# ነታ ጸሓይ፡ በተን ንኣሽቱ ኣእዳውካ...

"ከመይ ኢለ'ሞ ከጽንዕ'የ!? በዚ ሕንጫል ምንጫል ኣሕዋትካ እናተጓየዩ ይርብሹኻ፡ በቲ ኣዴኻ ኣብ መንጉኡ ትልእኸካ፡ በቲ ኣባሓጎኻ ናብ ቤት-መቕደስ መሪሕካ ውሰደኒ እናበለ የሸግረካ፡ በቲ ኣቦኻ ካብ ስራሕ ኣትዩ ዕረፍቲ ሃቡኒ ኢሉ ካብ ገዛ የውጽኣካ፡ በቲ ዓባይካ ቡን ኣፍሊሓ እናዕለለት ትርብሸካ.... ከመይ ... ከ...መይ ኢለ'የ ኣብ'ዛ እንኮን ጸባብ ክፍልን ኣጽኒዐ ልክዕ ምስ መሳቶይ ክወዳደር ዝኽእል?" ክብል ሓደ ካብ'ቶም ዕድመ 10ታት ዘፉረቐ ምጩው ተመሃራይ ንመምህሩ ኣዕለላ።

መምህሩ ብጽሞና ክትሰምዖ ድሕሪ ምጽናሕ "ብዘይካ'ታ ክፍሊ ካልእ ክፍሊ ወይ'ውን ካንቸሎ የብልኩምን?" ንኣዝያዳ ምርግጋጽ ተወከሰቶ።

"እንታይ ክህልወና ደኣ! በቃ ንሳ'ያ ሓንቲ ገዛና፡ ኣየርእየሎም ከኣ'ምበር ትምህርቲ ነፊዕካ ኣብ ዝለዓለ ክትበጽሕ ኣለካ ይብሉኒ? ከመይ ገይረ ኣብ ከምዚ ዓይነት ገዛ እናነበርኩ ክወዳደር? መምህር ትርድእኒዶ ኣለኺ ዘሕልፎ ዘለኹ ህይወት?" ካብ ኣዒንቱ ንብዓት ንኺይፈሳ ናብ ሰማያት እናጠመተ ተዛረባ።

መምህሩ ትሰምዖ ከም ዘላ ንምሕባር ርእሳ ላዕልን ታሕትን ኣወዛወዘትሉ። ኣብ ምዕጉርቱ ብምቕንጣው ከኣ "ኣንታ ተፈታዊ ምጭው ቈልዓ፡ ካብ ሕጂ ክሳዕ ክንድ'ዚ ተማርር!" ብምግራም ሓተተቶ።

"ነኖ መምህር... ዘሕልፎ ዘለኹ ህይወት ብልክዕ ስለዘይትፈልጥዮ ክርድኣኪ ኣይክእልን'ዩ።" ሓውሲ ኩርይ ኢሉ መለሰላ።

"ኣእዳውካ'ሞ ዘርግሓየን" ሓተተቶ መምህሩ ምቕልል ኢላ።

"ንምንታይ?" ሓተተ እቲ ተመሃራይ።

"ደሓን ዘርግሓየን ጥራይ እሞ" ሓተተቶ። እቲ ተመሃራይ ከምቲ ዝተባህሎ ገበረ።

"እንታይ ትርዳእ ካብ'ዚ" ምስ በለቶ፡ እቲ ተመሃራይ መንኩቡ ሰቕጥ ብምባል "እንድዒ! እንታይ ይገብር ኣለኹ ኣይተረድኣንን።"

"ንገጽካ ካብ ጨሪ ናይ'ዚ ጸሓይ ከውሎ?" እቲ ተመሃራይ ሕጂ'ውን ከምቲ ዝተባህሎ ገበረ።

"ግና ሕጂ'ውን እንታይ'የ ዝገብር ዘለኹ?" ሓተታ እቲ ተመሃራይ።

"ገጽኻ ካብ'ዛ ጸሓይ ንምኽዋል ብኣእዳውካ ተኸላኺል ይብለካ ኣለኹ" ሓበረቶ። እቲ ተመሃራይ ከምቲ ዝተባህሎ ምስ ገበረ፡ ናብ'ታ መምህሩ ጠመተ።

"ሕጂኸ እንታይ ተዓዚብካ?" ሓተተቶ።

"ብኣእዳወይ ነዛ መራር ጸሓይ ተኸላኺለያ"

"ርኢኻ! ኣእዳውካ'ኮ ኣዝየን ንኣሽቱ ክንሰን፡ ነዛ እምብዛ ገዛፍ ጸሓይ በዘን ንኣሽቱ ኣእዳውካ ክትከላኸላ ክኢልካ። ልክዕ ከምኡ ኸኣ ንነኣሽቱ ጸገማት መመኽነታ ንኽትገብር'ዮም ዝወሃቡኻ። ነቶም መመኽነይታታት ብኸመይ ወጊድካ ትዕወተሎም'ዩ እቲ ዋና ነገር። ልክዕ ከም'ተን ንኣሽቱ ኣእዳውካ፡ ብርትዐ ጸሓይ ኣብ ገጽካ ንኸይዓልብ ክከላኸልኦ ዝኸኣላ፡ መንጎ-መንጎ ምኽን ወይ ብንኣሽቱ ነገራት ምብስጫው ከኣ፡ ነቲ ኣብ ውሽጥኻ ዘሎ ብርሃን ክኽውሎ ይኽእል'ዩ።

"እዛ ጸሓይ ንሕብሪ ገጺ ኣባላሽያቶ ኢልካ ካብ ምዕዝምዛም፡ በተን ንኣሽቱን ልምሉማትን ኣእዳውካ ምክልኻል'ዩ ዝቐለካ። ስለዚ ንኻልኦት ኣብ ምጽላም ግዜኻ ኣይተሕልፎ። ባዕልኻ ክትፈትሖ ትኽእል ነገር ንኻልኦት ከም መመኽነይታ ኣይትጠቐመሎም። ሃጓፉትካ ክትሸፍኖ ስለዘይከኣልካ ካልኦት ሰባት ተሓተትቲ ኣይትግበሮም። ወይ'ውን መመኽነይታ ክኾኑኻ ዝኽእሉ ነገራት ሃሰው ኣይትበል። ንጸገማትካ ብኸመይ ክትሰግሮ ከም እትኽእል እትሕብር መፍትሒ ኣብ ኢድካ'ዩ ዘሎ!" ብምባል መለሰትሉ'ሞ፡ ጸገሙ ኣብ ምፍታሕ ክትሕግዞ ከም እትኽእል ከኣ ቃል ኣተወትሉ።

መብርሂት ወልዳይ



# ዘስደምሙ ሓቅታት

ሺሃብ ኣርኣያ

## እከይ ተግባር



ወዲ 67 ዓመት ኣመሪካዊ፡ ቅድሚ 10 ዓመት 55 ሚልዮን ዶላር ምስ ተዓወተ፡ ነዚ ዘሕጉስ ዜና ካብ ስድራኡን ፈተውቱን ከም ዝሓብአ ተናሲሑ።

እዚ ስሙ ክገልጽ ፍቓደኛ ዘይኮነ ነባሪ ካሊፎርንያ፡ ዋላ'ኳ ሓዳርን ዉላድን እንተዘይብሉ፡ እንኮ ሓፍቱን ደቃን ምዕዋቱ ድሕሪ ምስማዖም፡ ኣለቅሓና ኢሎም ከየሸግርዎ ብምስጋእ፡ ናብ ካልእ ከተማ ብምኻድ ኣብ ተራ ናይ ክራይ ገዛ ክነብር ከም ዝወሰነን፡ ካብ'ቲ ገንዘብ መኪና ጥራይ ከም ዝገዝኦን፡ ከይሓፈረ ገሊጹ። እቲ ዜስደምም ጉዳመኛ ሰብኣይ፡ ዋላ'ውን ዓመታዊ ሓደ ሚልዮን እንተሓሸሸ ነዚ ገንዘብ ከይወደአ ናብ ፈጣሪኡ ክምለስ ምኳኑ እናፈለጠ፡ ንምንታይ ነዚ ዉሳኔ ኣቕዲሙ ከም ዝሓሰቦ ኣይርድኣካን'ዩ። ንተግባራቱ ኣብ ፌስ-ቡክ ምስ ዘርገሐ፡ ብዲስ-ላይክ ስለ ዘዕለቕለቕ፡ ነታ ኣዝያ ተገሪማን ጉሂያን ዝነበረት ሓፍቱን ደቃን፡ ይቕሬታ ክሓቶም'ዩ ወሲኑ።

"ደቂ-ሰብ ሰይጣን ኢጋግዩኒ እናበልና፡ ኣብ ገለ እዋናት ሰይጣን'ውን ዘይሓስቦ እከይ ተግባራት ኢና እንፍጽም" ትብል ሓፍቲ'ዚ ጉዳመኛ በዓል ዕድል።

## ቀጠልያ ዝሕብራ ኩርኩር



ኣብ ወርሒ ጥቅምቲ 2020፡ ሓደ ኢጣልያዊ ሓረስታይ ንሱ ዘዕበያ ከልቢ ሓምሽተ ኩራኹር ክትወልድ እንከላ፡ ሓደ ካብኣቶም ድማ ቀጠልያ ሕብሪ ምሓዙ ሓቢሩ። እቲ ዜና ኣብ ባሕቲ ሚያዝያ ወይ ድማ ኣፕሪል ዘ ፉል ወጺኡ እንተዝኸውን ንምእማኑ መጸገመና ነይሩ።

እንተኾነ ሊቃውንቲ ከም ዝገልጽዎ፡ እዚ ናይ'ዛ ኩርኩር ፍሉይ ሕብሪ ስነ-ፍልጠታዊ ምኽንያት ኣለዎ። እታ 'ፒስታሺዮ' ዝብል ስም ተዋሂቡዋ ዘሎ ኩርኩር ኣብ ከብዲ ኣዲኣ እንከላ፡ 'ቢሊቨርዲን' ዝበሃል ቀጠልያ ሕብሪ ዝህብ ነገር - ብምትንካፉ ምኳኑ እዩ።

እታ ኩርኩር ምስ ዓበየት እቲ ቀጠልያ ሕብሪ ክሃስስ ምኳኑ እዮም እቶም ሊቃውንቲ ዝሕብሩ።

## ዜስደምም ሕግታት



◆ ኣብ ናይ ቀደም ሕጊ በሊንግሃም - ዋሺንግተን፡ ሓንቲ ጓለንስተይቲ እናሳዕሰዐት ከላ ልዕሊ ሰለስተ ስጉሚ ንድሕሪት ክትከይድ ፍቑድ ኣይነበረን።

◆ ኣብ 1968፡ ኣብ ህንዲ ኣብ ዝተገብረ ጉባኤ፡ ዝኾነ ንለማኒ ዝተኮበ ብዝሒ ገንዘብ እንተወሓደ 15 ሳንቲም ክኸውን ከም ዘለዎ ዘገድድ ሕጊ ጸዲቑ።

◆ ኣብ ፓኪስታን ኣብ መሬት ኮፍ ኢልካ ጻዕዳ እግርኻ ንሰብ ምርኣይ ብሕጊ የቕጽዕ።

◆ ኣብ ቱርኪ ካብ 16 ክሳብ 17 ክፍለ ዘመን ዝኾነ ቡን ክሰቲ ዝተረኽበ ሰብ፡ ናይ ሞት መቕጻዕቲ ይብየነሉ ነበረ።

◆ ኣብ ክፍለ-ሃገር ኣሪዞና ሃድን ገመል ሕጋዊ ኣይኮነን። እቲ ዘገርም ኣብ'ታ ክፍለ ሃገር ገመል ዝባሃል የለን።

# ልዕሊ ዓቐን ቁልዋ ሓሸራት ዝተመገበ እንግሊዛዊ

ኣብ ቻይና፡ ታይላንድን ተይዋንን ኣብ ጎደናታት ሕዉስዋስ ቁልዋ ሓሳኹ ይሸየጥ። እዚ፡ ቁልዋ ሳሬት፡ ኣንበጣ፡ ዕንጭራርን ካልእን፡ ኣብ ኣብያተ ሲነማን መንገድን ልክዕ ከም ዕምባባ'ዩም ዝዘናግዕሉ። ሓደ እንግሊዛዊ በጻሒ ነዚ ፍሉይ ዓይነት መግቢ ክፍትን ብምድላዩ፡ ሓደ ክልተ ወሲዱ ጥዑም-ጥዑም ስለ ዝጠዓሞ፡ ኣብዚሑ ስለ ዝተመገቦ ከቢድ ቅርጸትን ውጽኣትን ምስ ገበረሉ፡ ናብ ሕክምና ክኸይድ'ዩ ተገዲዱ። ብመሰረት'ቲ ዝተገብረሉ ህጹጽ ሕክምናዊ ሓገዝ ድማ፡ ብርክት ዝበሉ፡ ዕንጭራር፡ ኣምበጣ፡ ሳሬትን ካልእን ከውጽእሉ ኪኢሎም።




ቺ ሁዋንግ እቲ ነቲ መጥባሕቲ ዘካየደ ቻይናዊ ሓኪም'ዩ። ብዛዕባ ተግባራት'ዚ እንግሊዛዊ በጻሒ ክገልጽ ኣንከሎ፡ "ዓሰርተ ቻይናዊያን ዝምገብዎ ዓቐን'ዩ ኣብ ሓደ እዋን ተመጊቡዎ። ኣብ ቀጻሊ ነቲ ዓቐን ከውሕድ ምዒድናዮ ኣለና" ይብል። እቲ እንግሊዛዊ በጻሒ ብወገኑ፡ "ደጊም ኣይኮነን ዶ ክምገቦ፡ ንሓዋሩ ብዓይነይ'ውን ኣይክርእዮ'ንየ" ብምባል፡ ከም ዝሰከሐ ሓቢሩ።

# ኣብ ቁጽሪ ዝሰነፈ መርዓዊ መርዓቱ ትንፈጎ



ኣብ ሂንዳዊት ከተማ ሞምባይ፡ ሓደ መርዓዊ ሰደቓ ምርባሕ ከየጽነዐ ስለ ዝጸንሐ ብኣቦ መርዓቱ ካብ ዳስ መርዓ ተሰጒጉ።

ኣቦ መርዓት ነቲ ኣቐዲሙ ብዓውደ ቁጽሪ ብዲግሪ ተመሪቑ ዝነበረ መርዓዊ፡ መጉልሒ ድምጺ ሒዙ፡ "ቁጽርታት ኣራብሕ" ብምባል፡ ሰለስተ ዕድል ጥራይ ከም ዝህቦ ዓቲቡ ድሕሪ ምዝራብ፡ "ሓደ ዝረብሖ ሓደ" ኢሉ ብምጅማር፡ ክሳብ ቁጽሪ 12 ምስ በጽሐ፡ እቲ ፈሪሁ ዝነበረ መርዓዊ፡ ክርህጽን ወሊታኢታእ ክብልን ብምጅማሩ፡ 12 ዝረብሖ 11 ሰለስተ ግዜ ፈቲኑ ብቕኑዕ ክምልስ ኣይከኣለን።

ተግባራት'ቲ ኣቦ ጽቡቕ ምኳኑ'ኳ እንተገለጸ፡ መርዓዊ ኣብ ዕለተ መርዓኡ ካብ ዳስ ክስጎግ ግና፡ ቅኑዕ ከም ዘይኮነ፡ ራጅሃይ ጂሻ ዝተባህለ ዕዱም ገሊጹ። ራጅሃይ ኣስዒቡ፡ "ድሕሪ ሕጂ ዝኾነ መርዓዊ ሰደቓ ምርባሕ ኣጽኒዑ'ዩ ናብ እንዳ መርዓቱ ክኸይድ ዘለዎ" ይብል እናተዋዘየ።

# ተመን ኣብ ዓይኒ ምድሪ



ወዲ 65 ዓመት ሃንጋርያዊ ኣቦ፡ ንግሆ ክሸይን ኢሉ ናብ ዓይኒ ምድሪ ምስ ኣተወ፡ ኮፍ ኢሉ እንከሎ፡ መንከስቲ ኮብራ ዝዓይነቱ ተመን ኣጋጢሙዎ።

እቲ ስሙ ዘይተገልጸ ኣቦ፡ ሰንቢዱ ካብ'ቲ ዝነበሮ ሓፍ ምስ በለ፡ ክልተ ሜትሮ ቁመት ዝነበሮ፡ ዘይመርዛም ተመን'ዩ ካብ'ቲ ዓይኒ ምድሪ ወጺኡ።

ድሕሪ ዝተገብረ ምጽራይ'ቲ ተመን ካብ እንዳጎሮቤት ብትቦታት ረሳሕ ፈሳሲ ሃዲሙ ከም ዝመጸ ክረጋገጽ ተኻኢሉ ኣሎ። ወዲ 24 ዓመት ወናኒ'ቲ ተመን፡ ብዘይካኡ ካልኦት ዘይመርዛማት 11 ኣትማን ዝውንን፡ እቲ ተመን ብሰንኪ ሕማቕ ኣተሓሕዛ ክሃድም ፈቲኑ ከይከውን ፖሊስ ከተማ ግራትስ ይምርምር ኣሎ።

እንተ'ቲ ዘይሓሰቦ ዘጋጠሞ ኣቦ ናብ ሕክምና ኣትዩ ኣሎ። ቅድሚ ሕጂ'ውን ሓንቲ ኣመሪካዊት ኣብ ዓይኒ ምድሪ እንከላ፡ ብትቦታት ረሳሕ ፈሳሲ ዝመጸት ኣንጭዋ ነኺሳታ ምንባራ ይዝከር።

# ጉዳመኛ ሰራቒ



ሓደ ጉሒላ መንእሰይ ነቲ ኣብ ኒው-ዮርክ ዝርከብ ቻይናዊ ቤት-ምግቢ ንምዝማት፡ ብናይ ትኪ መውጽኢ ትቦ ክኣቱ ምስ ፈተነ፡ ኣብኡ ስለ ዝተቐርቐረ፡ ክልተ መዓልቲ ብዘይረዳኢ ጸንሐ። ኣብ'ቲ ቤት ምግቢ ዝሰርሕ ከሻኒ፡ ካብ'ቲ ኣብ ልዕሊኡ ዝነበረ ትቦ ዝወጽእ ድኹም ድምጺ ሰምዐ'ሞ ተቐላጢፉ ንፖሊስ ሓበረ። ኣባላት ፖሊስን ህይወት ኣድሕንን፡ እቲ ሌባ ኣብ'ቲ ቱቦ ተቐርቂሩ፡ ብትኩን ሰብሕን ዳር ትርኢት ጸጊቡ ጸንሖም። እቲ ሌባ ድሕሪ ዝተኻየደ ውሁድ ናይ ምድሓን ስርሒት ብሰላም ክወጽእ'ኳ እንተኸኣለ፡ ንተወሳኺ ረዲኤት ኣብ ክንዲ ናብ ቤት ማሕቡስ ናብ ሆስፒታል'ዩ ኣምሪሑ።

ወናኒ'ቲ ቤት ምግቢ፡ "ኣይከሰን'የ። እዛ መቕጻዕቲ ትኣኽሎ'ያ" ክብል እንከሎ፡ ነቲ ስርሒት ዝመርሐ ደቪድ ዋግነር ዝተባህለ መኮንን ድማ፡ "ኣባላት ፖሊስ ርእዩ ዝሃድም እምበር ዝሕጐስ ሌባ ርእየ ኣይፈልጥን'የ። እዚ መንእሰይ ግና ምስ ርኣየና ናይ ብሓቂ'ዩ ተሓጒሱ" ብምባል ተዋዚዩ።

# ገለን ብማይ ገለን ሰኣን ማይ



ሓደ እኹል ሰብ ዘውንኖም ብዝሒ ኣስናን 32 'ዮም። ኒች ኮማር ዝተባህለ ወዲ 17 ዓመት ህንዳዊ መንእሰይ ግና፡ 82 ኣስናን'ዩ ተዓዲሉ። እዚ ዳርጋ ናይ ሰለስተ ሰባት ብዝሒ ኣስናን ዝተዓደለ መንእሰይ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ዝኾነ ጥዕናዊ ጸገም'ኳ እንተዘይነበሮ፡ ዕድመ እናኣወሰኸ ብዝኸደ ግና፡ ኣብ ክልተኡ መንጋጋኡ ሕበጥ ክፍጠርን፡ መልክዑ ክበላሾን ጀመረ። ናብ ሕክምና ስኒ ምስ ከደ፡ ሰለስተ ሰዓታት ዝወሰደ መብጣሕቲ ተገብረሉ።

እቲ 50 ኣስናን ከም ዝሰደድሉ፡ ነቲ መጥባሕቲ ዝመርሐ ዶክተር ብሪንካር ሲንግ ገሊጹ። ነገር ኣዱንያ ጉዳም'ዩ። ገለ ኣስናን ስኢና ኣርተፊሻል ትሰቅል፡ ገለን ከኣ ኣስናን በዚሖዎ ስና ትሰድድ።

# ትርንዕ ካሕሳ ካብ ውሽማ ሰበይቲ

"በሰንከኻ'የ ተፋቲሐ" ብምባል፡ ኣንጻር ውሽማ ሰበይቱ ክሲ ዝመስረተ ሰብኣይ 750 ሽሕ ዶላር ካሕሳ ክረክብ ብቤት ፍርዲ ግሪንፊል ሰሜን ካሮሊና ተበይኑሉ።

ኬቨን ሃዋርድ እታ ካብኡ ዝተፋተሐት ሰበይቱ፡ ምስኡ እንከላ ምስ ሓደ መሳርሕታ ትዘውር ምንባራ ዘረጋግጽ መርትዖ ምስ ረኸበ'ዩ ናብ ቤት ፍርዲ ብምኻድ ክሲ ከም ዝመስረተ፡ ምስ ሲ.ኤን.ኤን ኣብ ዝገበሮ ጻንሒት ገሊጹ።

"ንምንታይ ካባይ ክትፈላለዩ መሪጽኪ?" ምስ በልኩዋ፡ ኣብ ስራሕካ ብዙሕ ግዜ ስለ እተጥፍእ ክትብል'ያ ኣጊራትኒ" ዝበለ ኬቨን፡ ሓደ ዝስልያ ብሕቡእ ምስ ቆጸረ ግና፡ ምስ መሳርሕታ ብሕቡእ ትዘውር ምንባራ ክፈልጥ ከም ዝኸኣለ ሓቢሩ። ነዚ ዝፈለጠ ኬቨን ኣብ መበል 19 ክፍለ ዘመን ዝጸደቐ፡ ኣንስቲ ዋንነት ሰብኡተን ምዃነን ዘረጋግጽ ሕጊ መሰረት ብምግባር'ዩ ክሲ መስሪቱ። እዚ ኣብ ሓሙሽተ ዞባታት ኣመሪካ ማለት፡ ሃዋዪ፡ ሚሲሲፒ፡ ኒው-መክሲኮ፡ ደቡብ ዳኮታን ዩታን ክሳብ ሕጂ ዝስረሓሉ ዘሎ ሕጊ፡ ኣብ ልዕሊ ሰበይትኻ ብዘይፍቓድካ ዘይሕጋዊ ተግባር ወይ ድማ ሃሳዪ ተግባር ፈጺሙ ጠንቂ ምፍልላይካ ዝኸውን ሰብ ክኽሕስካ ከም ዝግባእ ዝገልጽ'ዩ።

ብልሓተኛ ኬቨን ድማ፡ ካብ'ቲ "ምድሪ ሰላም ኣሎ" ኢሉ ምስ ሰበይቲ ኣንዳማቱ ዝተራኸበ ውሽማ 750 ሽሕ ዶላር ካሕሳ ረኺቡ ኣሎ።



# ክልተ ሚልዮን ንዋያ

ዓሳ ብምግፋፍ ድራር እለቱ ዝረክብ ሓደ ናይጀርያዊ መንእሰይ፡ ልዕሊ ክልተ ሚልዮን ዶላር ዝዋጋኡ ዓሳ ድሕሪ ምግፋፉ፡ ሰኣን ምፍላጡ ምስ ስድራኡን ፈተውቱን ኮይኑ ከም ዝበልዖ ናይጀርያ ቱዴይ ዝተባህለ ማዕከን ሓበሬታ ገሊጹ። እዚ “ብሉ ማርልን” ተባሂሉ ዝጽዋዕ ዓይነት ዓሳ፡ ቁመቱ ክሳብ ኣርባዕተ ሜትሮ ክብደቱ ድማ ክሳብ ሓደ ኲንታል ክበጽሕ ይኽእል። ኣብ ከም ጃፓን ስጋዚ ብጥረኡ ዝብላዕ ዓይነት ዓሳ ኣዝዩ ክቡርን ተሃራፍንዩ።

እቲ ገፋፊ ዓሳ ምስ’ቲ ዓሳ ኮይኑ ዝተሳእሎ ስእሊ ኣብ ማሕበራዊ ሜድያ ምስ ዘርግሖ፡ ብኡ ንብኡ’የም ነቲ ዓሳ ክገዝኡ ዝደለዩ ናብ ገዛኡ ውሒዞም። ዋጋ ፍርቂ ኪሎ ስጋዚ ዓሳ ክሳብ 32 ሽሕ ዶላር ክበጽሕ ከም ዝኽእልን፡ ኣብ ዕዳጋ እንተዘውርዶ ድማ ልዕሊ ክልተ ሚልዮን ዶላር ክሸየጥ ከም ዝኽእልን ምስ ተሓበረ ድማ፡ እቲ ገፋፊ ዓሳ ንእለቱ’ዩ ሃለዋቱ ኣጥፊኡ ኣብ ባይታ ፈጠቕ ዝበለ።



በዓልቲ-ቤቱ፡ “ስጋ ዓሳ ዝበላዕናዮ መሲሉና ኔሩ፡፡ ለካ ክልተ ሚልዮን ኢና በሊዕና” ብምባል ብምረት ርእይቶኣ ሂባ።

# መመላኽዒ ብዙሕ’ዩ ትርጉሙ

ኣብ ብርክት ዝበሉ ቀቢላታት ልምዲ፡ ምውጻእ ገለ ካብ ኣስናን ወይ ድማ ምጽራብ ኣስናን ይካየድ። እዞም ቀቢላታት ነዚ ምፍጻሞም፡ ጽቡቕ ፍሽኽታ ንምርካብ፡ ኣስናን ምልክት ጽልእን ቅርሕንትን ብምዃኖም ምስ ዝስደዱ ሕማቕ መናፍስቲ ናብ’ቲ ሰብ ኣይቀርቡን፡ ኣስናን ምጽራብ ምልክት ግርዝውና እዩ ካብ ዝብል እምነት ዝነቅል’ዩ። ገለ ቀቢላታት ድማ ዝተመርዓዋ ደቀንስትዮ ብካልኦት ሰብኡት ከይህደናን ከፉኣት ኰይነን ክርኣያን፡ ኣስናነን ይሰዱለን።

ደቀንስትዮ ቀቢላ ኣባትኒ ብወገነን ምልኩዓት ኰይነን ክርኣያ፡ ኣብ ልዕሊ ኣፍንጫአን ክልተ ነዃላት ብምግባር፡ ካብ ጭቃ ዝተሰርሐ ነገር የእትዋሉ።





# ዜስደምምም ሕግታት



◆ ኑብሰ-ቅትለት ካብ ኣብ ጃፓን ኣብ ኣመሪካ ብ200 ዕጽፊ ይዛይድ። ምኽንያቱ ኣብ ጃፓን ብረት ክትገዝእ ፍቑድ ኣይኮነን።

◆ ኣብ ታይላንድ ጺጋማይ ኢድካ ከም ረሳሕ ስለዝሕሰብ ብጺጋማይ ኢድካ ምብላዕ ፍቑድ ኣይኮነን።

◆ ኣብ ክፍለ-ሃገር ኦክላሃማ ንኽልቢ ሕማቕ ገጽ ምርኣይ ብሕጊ የሕትት።

◆ ኣብ ክፍሊ ሃገር ኣሪዞና ካብ 1924 ዝተነድፈ ሕጊ፡ “ዝኾነ ኣድጊ ዝውንን ሰብ ድሕሪ ሰዓት ሸውዓተ ምሸት ንኣድጉ ኣብ ውሽጢ መሐንበሲ ፑል ከደቅስ የብሉን” ይብል።

◆ ኣብ ፈረንሳዊት ከተማ ሳርቦርነክስ ዝኾነ ነባሪ’ታ ከተማ ዘይኮነ፡ ኣብኣ ክመውት ኣይተፍቅድን’ያ።

# “ሉልካ ኣብ ግንባርካ”




ብዙሓት ህቡባትን ሰብ ጺጋን በቲ ዘለዎም ሃብቲ ክጀሃሩ ይርኣዩ’ዮም። ጋራጆም ብምኽፋት “ክንዲ’ዚ ክቡራት መኻይን ኣለዋኒ፡፡ ክንድ’ዚ ወርቂ ኣለኒ” ክብሉ’ውን ይስምዑ’ዮም። ራፐር ሊል ኡዚ ቨርት ግና ካብ’ዚ ኩሉ ወጻኢ፡ ነታ ዋጋ 24 ሚልዮን ዶላር ዝኾነት ዝውንና ሉል፡ ኣብ ማእከል ግንባሩ ብምውቃጥ፡ “ርኣዩለይ” ይብል ኣሎ።

እዚ ወዲ 26 ዓመት መንእሰይ፡ ሙብጣሕቲ ብምክያድ’ዩ ነታ ሉል ኣብ ግንባሩ ኣልጊቡዋ።

እዚ ድምጻዊ፡ “ከም’ዚ ዝመስል ጽባቕ ኪኖ ኣብ ግንባርካ ምውቃጥ ኣበይ ኢኻ እሞ ከተቕምጦ!፧” ክብል’ዩ ኣብ ኢንስታግራም ጽሒፉ።

ነዚ ዝተዓዘቡ ገለ ወገናት፡ “እዛ ክልተ ግራምን ፈረቓን ክብደት ዘለዋ ክብርቲ ሉል ኣብ ውሑስ ቦታ’ዩ ከቕምጣ ኔርዎ። ኣብ ግንባሩ ምቕማጣ ንድሕነት ርእሱ ኣብ ዋጋ-ዕዳጋ’ዩ የእትዩ ዘሎ” ብምባል፡ ብተዘዋዋሪ፡ ሰረቕቲ ነታ ሉል ክረኽቡ፡ ንኽሳድ’ዚ ራፐር ከይቆርጹ ዘለዎም ስጋኣት ገሊጾም ኣለዉ።